NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




- መደባት ሃገራዊ ልምዓት
  ብሓላፊ ማእከል ካርታን ሓበሬታን
  ሌ/ኮ ጆሜትራ ጌታቸው መርሃጽዮን
- መበቈል መንነትና መርሓና!
- ምድልዳል ሰላምን ምሕዝነትን
- እቲ ‘ትኾኖ...

5 ዓበይቲ ስቴድዮማት ኲዕሶ እግሪ









ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሓምለ 2019 ቁ.63

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10



<u>ዋና ኣሰናዳኢ</u>
መስፍን ገብረሂወት

<u>ዲዛይን ገበር</u>
ከማል ዲና

<u>ስእሊ</u>
ሉል ኣውደየቪዥዋል

ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መኣረምታ፡ ነቐፌታ ወዘተ. በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ ፥

<u>መጽሔት "መንእሰይ"</u>
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

<u>መርበብ ሓበሬታ ማሕበር</u>
www.eriyouth.org

<u>ዘርጋሒ መጽሔት</u>
ቁ.ስልኪ 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ መርበብ ሓበሬታ www.shabait.com (menesey magazine) ክትረኽብዋ ትኽእሉ ።


# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

መበል 25 ዓመት፡ ብሩራዊ እየቤልዩ ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ "ሳዋ፡ ዕቱብ ምርጫ ንውሑስ መጻኢ" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ ንጽንበል ኣሎና። መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣብ ርእሲ ድሕነታዊን ልምዓታዊን ዕላማታቱ፡ ከም ምስግጋር ታሪኽ፡ ምውርራስ ብሉጽ ባህልን ክብርታትን፡ ምኹስኳስ ሃገራውነት፡ ሓድነት፡ ማሕበራዊ ስኒትን ወህደትን፡ ምምዕባል ፍልጠትን ሞያን፡ ምህናጽ ሓያል ናይ ስራሕ ባህልን ዲሲፕሊንን ዘጠቓለለ ብዙሕ መዳያት (dimensions) ዘለዎ ኮይኑ'ዩ ጸኒሑን ዘሎን። ክንዲ ዝኾነ መንእሰያት ብዓብዪ ክብርን ዝኸርን ንጽንበሎ ምህላውና፡ ኣገዳስነቱን ረቛሒ ኣበርክቶኡን ብምስትውዓል እዩ።

መጽሔት መንእሰይ ኣብ'ዚ ናይ ሕጂ ሕታማ፡ ነዚ ክቡር ጽንበል ዝገልጽ ዓንቀጽ ኣውራ ኣተኩሮኣ ገይራቶ'ላ። ኣብ ዕለተ ጽንበል ኣብ እትዝርጋሕ ፍሉይ ሕታማ ድማ ካብ ኩሉ ክፋላትን ከባቢታትን ሃገር፡ በዚ ማእከል'ዚ ሓሊፎም፡ ወተሃደራዊ፡ ኣካዳሚያዊን ሞያዊን ስልጠናታት ቀሲሞም ዝወጽኡ መንእሰያት፡ ንኣበርክቶ ናይ'ዛ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ፡ ብዘተፈላለዩ ኣገባባት ገሊጾሞ ኣለዉ።

ብዘይ ዘመናዊ ትሕተ-ቅርጺ፡ ዘተኣማምንን ቀጻልነት ዘለዎን ምፍጣር ሃብትን ልዑል መንበሮ ህዝብን ዘውሕስ ሓያል ቁጠባ ምንዳቕ ስለዘይክኣል፡ ምስናይ ከቢድ ተጻብኦታት፡ ጎደኒ ጎደኒ መኸተ ክኸይድ ዝጸንሐ ልምዓታዊ መደባት፡ ብዓይነትን ግዝፍን ከም ዝዓበን ናህሪ ከም ዘውሰኸን ክግበር'ዩ። ንዝርዝር መደባት ሃገራዊ ልምዓት ዝምልከት ሓበሬታ፡ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ቤት ጽሕፈት ፕረዚደንት ምስ ሓላፊ ማእከል ካርታን ሓበሬታን ሌ/ኮ ጆሚትራ ጌታቸው መርሃጸዮን ቃለመጠይቕ ብምኽያድ፡ ኣብ ዓምዲ ልምዓት ሰፊሕ ቦታ ሂባቶ ኣላ።

ዛጊት ዝርግሐ ስልኪ ኣልቦ ኣገልግሎት ኢንተርነት ኣብ ሃገርና ድሩት ይኹን'ምበር፡ ኣብዚ ግዜ`ዚ ካብ ዝሓለፈ ብዝለዓለ፡ ምንቅስቓስ መንእሰያት ኣብ መርበብ ሓበሬታ ደርእ ኣሎ። ለሚ ብዙሓት መንእሰያት ረቀቕቲ ቴለፎናት፡ ኣይ ፓድን ካልእን ሒዞም፡ ኣብ መርበብ ንጥፈታት ይገብሩ ኣለዉ። ኣብ ገጻት ፈይስቡክ ብዙሕ ንጥፈታት ይዝርጋሕ'ዩ። እዚ ምስ'ቲ ኣብ ንሃገርና ኣብ መርበብ ሓበሬታ ክንውክልን ክንከላኸልን ዝጸበየና ዘሎ ዕማም ብምንጽጻር ከመይ ክኸውን ከም ዘለዎ፡ ብጹይቲ ሶፍያ ተስፋማርያም (ካብ ሕ.መ.ኣመሪካ) ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጅንጆር ክሉብ) ኣብ ዘቖደቶ ሓባራዊ ዘተ ሓሳባታ ዛርያ ኣላ። ዓምዲ ሓሳባት ነቲ ዝበረ ሃውሃው ዳህሲሳቶ ኣላ።

"ጽቕጢ ኩሉ ግዜ ናብ ኣሉታ ዝመርሓና ጥራይ ኣይኮነን። እወታዊ ዝኾነ ሳዕቤን እውን ኣለዎ። እቲ እወታዊ ዝገብሮ፡ ጽቕጢ ክህልወና ከሎ ብእኡ መጠን ፍርሒ ይህሉ'ሞ፡ ከይንወድቕን ከይንስናኸልን ኣበርቲዕና ክንሰርሕ ስለዝገብረና'ዩ። ..." መምህር ሳይኮሎጂ ኣብ ኮሌጅ ምድላው መምህራን ኣቶ ጳውሎስ ዞካርያስ ንጽቕጢ ኣመልኪቱ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጅንጆር ሃማመተኤ) ካብ ዘቕረቦ ወረቐት ዝተወሰደ'ዩ። ጽማቝ ትሕዝቶኡ ኣብ ዓምዲ "ሕብረተሰብ" ቀሪቡ ኣሎ።

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ ዓምድታት ደሃይ ማሕበር፡ ሃብርም፡ ኣካዳሚ፡ ባህልን ስነጥበብትን፡ ሳይንስን ተክኖሎጅን፡ መለሳ፡ ስፖርት ወዘተ. ንመንእሰያትን ሕብረተሰብን ዝገድሱ ትሕዝቶታት ኣቕሪባ ኣላ። ተሳታፍነትን ኣበርክቶን ኣንበብታ ከይፍለያ ናይ ወትሩ ምሕጽንታኣ'ዩ። ርሑስ ቅንያት ጽንበል፡ መበል 25 ዓመት ብሩራዊ እየቤልዩ ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት - ሳዋ።

# ደሃይኩም

## ምማይ ሓበሬታ ኣገዳሲ’ዩ

ምንጪ ሓበሬታ ናይ ሓደ ማዕከን ዜና፣ መብዛሕትኡ እቲ ማዕከን ጥራይ’ዩ ዝፈልጦ። እቲ ኻልእ ኣንባቢ ግና መብዛሕትኡ ከም ዘሎዎ ይጉስሞ። ብፍላይ ሎሚ ኣብ’ዚ ማሕበራዊ መራኸቢታት፣ ኪንዮ ከም መራኸቢ ዘይወግዓዊን ምንጪ ዜናን ሓበሬታን ኰይኖናሉ ዘሎዋ እዋን፣ ንቕሓት ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንቕሓት እቲ በዓል ውዑይ ሓይሊ ዝኾነ መንእሰይ ድማ ብሓፈሻ ክብርኽ ግቡእ’ዩ። ጠቓሚ ይኹን ጕዳኢ ሓበሬታ ብዘየገድስ፣ ከም ዘሎዎ ክንቅበሎ ግቡእ ኣይኰነን። ፈለማ ብመገድና ዓቕምና ብዝፈቕዶ ምንጩ ክነረጋግጾ ጽቡቕ’ዩ። ብድሕሪኡ ድማ ነቲ ሓበሬታ ርዒምና ኣብ ጥቕምና ቅድሚ ምውዓልና ንምንታይ ዕላማ ከም እተጻሕፈ፣ ኣብ ስምዒት ጥራይ ዘእቱ ድዩ ወይስ ኪንዮ ናይ ምስጋር ዓቕሚ ኣሎዎ ብግቡእ ክንመሚ ይግባእ። ምኽንያቱ፣ ኣብዚ ምዕቡል እዋን፣ ዕላማኡ ዘይርድኣካ ገሊኡ ድማ ንግዚኡ ልብኻ ኣረስሪሱ ወይ ኣነቓቒሑ ጸኒሑ ግና ኣብ መሓዩር ዕላማ ናይ ጸሓፍቱ ወይ ኣዳለውቱ ዘእትወካ ሓበሬታ እልቢ የብሉን።

መበገሲ ናይ’ዚ ጽሑፈይ ድማ እቲ ኣብ ዝሓለፈ ሕታም እዛ መጽሔት ብጋዜጠኛታት ተስፋኣለም ገብረስላሴን ኤርምያስ ሰሎሞንን እተጻሕፈ ነዚ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስኩዎ ዝምልከት ዓንቀጻት እዩ።

ቁም-ነገር ሓበሬታ ኣብቲ ሒዙዎ ዘሎ ጻዕቂ ሓበሬታ ወይ ሓቅታት ጥራይ ኣይኮነን ዝምርኮሶ። እንታይ ደኣ ብቐንዱ እቲ ሓበሬታ ኣብ ህይወትና፣ መትከላትና፣ መጻኢና እንታይ እወታዊ ጽልዋ ኣሎዎ እዩ ዘገድሶ። ምኽንያቱ፣ ዘይጠቕመና ብዙሕ ‘ሓቅታት’ ዘሎዎ ሓበሬታ ኣሎ። ብኣንጻሩ ህይወትና ዘበልጽግ ምጩውን፣ እዋናውን ኣማቲን ሓበሬታ ድማ ኣሎ።

*ሰሚር ምስጦፋ ካብ ዞባ ማእከል*

## ኣገደስቲ ዓንቀጽ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ዝወጸ ቀዳሞት ዓንቀጽ ኣዝዩን ሰሓቢት ነይረን። ብሕልፊ እታ “ጉዳይ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ሓድሽ መድረኽ” ትብል ቀዳመይቲ ዓንቀጽ፡ ንብዙሓት ዝጸሉ ኣርእስቲ ሒዛ ስለዝወጸት ብዙሓት ተኸታቲሎማ ምኻኖም ፍሉጥ እዩ። ብወገነይ ኣብ መጻኢ ዝያዳ መብርሂ ክወሃበሎም ዘድልዩ ገለ ዘይተላዕሉ ሕቶታት ነይሮማ እኳ እንተኾኑ፡ ሓያለ ኣንፈቲ ሓበሬታታት ሒዛ ምውጻኣ ኣድናቖተይ ከይገለጽኩ ክሓልፍ ኣይደልን።

ብተወሳኺ መጽሔት መንእሰይ ንመንእሰይን ሕብረተሰብን ዘገድስ ፖለቲካዊ፡ ኣካዳምያዊ፡ ባህላዊ፡ ቁጠባዊ፡ ጥዕናዊ፡ ትምህርታውን ኣዛናዪን ትሕዝቶታት ኣዛኒቓ ከየባተኸት ትወጽእ ምህላዋ ናእዳን ሞገስን ዝግባኣ እዩ።

*ሰሎሞን እምባየ (ወዲ ብላታ) ካብ እምባጋልያኖ*

## ኣብከታዊ ተበግሶ

ኣብ ዓምዲ ሃበርም ምስ ዳታ ሳይንቲስት ያቈብ ገብረትንሳኤ ዝተኻየደ ቃለመጠይቕ ፍሉይን ኣገዳስን ነይሩ። ከም መረዳእታይ፡ ሕልሚ ያቈብ እንተ ተተግቢሩ




መንግስታዊ ይኹን ውልቃዊ ኣብያተ ጽሕፈትና ብደረቕ ፋይላትን እኩብ ሰነዳትን ካብ ምዕልቕላቕ ክገላገላ እየን። ሳይንቲስት ያቈብ ብተክኖሎጂ ተሓጊዙካ ዝደለኻዮ ፋይል ወይ ሰነድ ብቐሊሉ ክትረኽቦ ዘኽእል ሜላ ክተኣታቱ ተበግሶ ምውሳዱ ዝድነቕ ኮይኑ፡ ካልኦት ምሁራትን ሞያተኛታትን ዜጋታት እውን ኣብኑቱ ክኽተሉ ጻውዒት ዘድልዮ ኣይኮነን።

*ሜላ ተወልደ ካብ ኮሌጅ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይ ነፍሒ)*

## ፖለቲካውን ቁጠባውን ዛዕባታት

መጽሔት መንእሰይ ፖለቲካውን ቁጠባውን ዛዕባታት እናልዓለት ንሕብረተሰብ ብእወታ ትጸልዎ ምህላዋ ከመስግና እደሊ። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም “ዕድላት ቁጠባ ሃገራዊ ልምዓት ኣብ ሓድሽ መድረኽ” ብዝብል ኣርእስቲ፡ ብሰለስተ ምሁራት ዝቐረበ ሓባራዊ ዘተ እዋናውን ኣገዳስን ነይሩ። ብዛዕባ ህሉው ኩነታት ተመሳሳሊ ዘተታት ሒዛ ክትወጽእ በዓል ምሉእ ተስፋ’የ።

*ምሉእብርሃን ተኽለ*

## ደሃይ ማሕበር

# ንፈስቲቫል ኢንተርኮለጅ ዝምልከት ዓውደዘተ ተቓኒዑ



ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ምስ ኮለጃት ብምትሕብባር ንዘካይዶ ዓመታዊ ፈስቲቫል ኢንተርኮለጅ ዝምልከት ዓውደዘተ፡ ብ18 ግንቦት ኣብ ኣስመራ ተኻይዱ።

ኣብቲ ሓለፍቲ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ምርምርን ኣካላት ግንባርን ማሕበረሰብ ኮለጃትን ዝተረኽብሉ ኣጋጣሚ፡ ፈስቲቫል ኢንተርኮለጅ ኣብ ተመሃሮ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝጸንሖ ተራን ጽልዋን ኣዝዩ ዓብዪ ምዃኑ ብምግምጋም፡ ኣብ መጻኢ ብዝሓየለን ዝወርጸጸን ውዳበ ኣብ ዝካየደሉ ኣገባባት ዓሚቝ ዘተን ክትዕን ኣካይዱ።

ድሕሪ ዝተኻየደ ዘተን ክትዕን፡ ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ክበኩር ዘይብሉ መደብ ብምዃኑ፡ ዝምልከቶም ኣካላት ቀጻልነቱ ኣብ ምውሓስ ክደፍእሉ፡ መደባት ኢንተርኮለጅ ኣብ ኣካዳሚ ካላንደር ኮለጃት ክሰፍርን ንመካየዲ ዝኸውን ባጀት ክስለዓሉን፡ ኣብ ምህዞን ሰንዓን ዝግበር ስርሓት ምስ ናይ ልምዓትን ህንጸትን ተልእኾ ሓድሽ መድረኽ ተዛሚዱ ናብ ዘመናውነትን ተክኖሎጂን ዝቐንዐ ክኸውን ብዕቱብ ክስረሓሉ፡ ኮለጃትና ምስ ናይ ግዳም ኮለጃት ናይ ምትሕብባርን ተመክሮ ናይ ምልውዋጥን ዕድላት ክሰፍሕ ዝብሉን ካልኦትን ለበዋታት ኣሕሊፉ።

ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብቲ ዋዕላ ተረኺቡ ኣብ ዘስመዖ ቃል፡ ፈስቲቫል ኢንተርኮለጅ፡ መቐጸልታ ኣብ 2ይ ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ ዝካየድ ቅነ ተመሃሮን መሐየሊ ኣብ ሳዋ ዝካየድ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያትን ምዃኑ ብምጥቃስ፡ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ብተገዳስነት ክሰርሕሉ ተላብዩ።

ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ፡ ኣብ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝካየድ ኣካዳምያውን ዘይኣካዳምያውን ንጥፈታት ዘካትት ኮይኑ፡ ኣብ መንጎ ተማሃሮ ኮለጃት ዝህሉ ሓባራዊ ተሞኩሮ ምስግጋር፡ ንሓድነት ዘደልድል መንፈስ ውድድር ምስራጽን፡ ሓባራዊ ተመክሮ ምልውዋጥን በቲ ሓደ ሸነኽ፡ መሃዝነታዊ ዓቕሚን ነቐፌታዊ ኣጠማምታን ኣተሓሳስባ መንእሰያት ዝሕብሕብ ባይታ ምፍጣር ድማ በቲ ካልእ ሸነኽ እዩ።

# መኣድታት ስነጥበብ ንምሕያል ዝዓለመ ናይ መነቓቕሒ ስልጠና ተኻይዱ

ስነጥበብ ንድሌታትን ባህግታትን መንእሰያት ኣብ ርእሲ ምንጽብራቑ፡ መግለጺ ውልቃውን ሓባራውን መንነት እውን እዩ። ተራ መኣዲ ስነ-ጥበብ እምበኣር ኣብ ምብርባር መሃዝነት መንእሰያት፣ ምምካት ኣንጻር ባህላዊ ወራር፣ ከምኡ'ውን ኣብ ምሕያል ያታዊ ሃገራዊ ባህሊ ልዑል ተራ ኣለዎ። ስለዚ መኣዲታት ስነ-ጥበብ ዳግም ከም ዝበራበራ ብምግባር፡ መንእሰያት ስነ-ጥበባዊ ብቕዓቶም ክፍትሹን ከለልዩን ከምኡ'ውን ተሞክሮ ክድልቡን ስነ-ጥበባዊ ስርሓቶም ከላልዩን ዕድል ክፍጠረሎም ብዝብል መሪሕ ሓሳብ፡ ሃግመተኤ ኣብ ስትራተጂያዊ ውጥን ስርሑ ኣእትዩ ብዕቱብ ክሰርሓሉ ጸኒሑ ኣሎ።

ከም መቐጸልታ ናይ'ዚ፡ ሃግመተኤ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት፡ መደባት መኣዲ ስነጥበብ ኣብ ኩለን ዞባታት ብምዕሩይን ብተወዳዳርን ንምቕጻሉን ንምሕያሉን ዝሕግዝ ናይ ኣሰልጠንቲ ስልጠና፡ ካብ 17-18 ሰነ ኣብ ኣስመራ ሂቡ።

ኣብ መኽፈቲ ናይ'ቲ ካብ ኩለን ዞባታት ዝመጹ ወከልቲ መንእሰያት ስነጥበበኛታት እተሳተፍዎ ስልጠና፡ ኣቦመንበር ሃግመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዝሃቦ ናይ መኽፈቲ ቃል፡ ምሕያል ባህላዊን ስነጥበባውን መደባት ኣብ ምብራኽ ንቕሓት ሕብረተሰብ ዘለዎ ተራ ዓብዩ ምዃኑ ጠቒሱ፡ ኣብ'ዚ ናይ ክልተ መዓልቲ መነቓቕሒ ኣስተምህሮ፡ ብኹሉ ቋንቋታት ብሉጽን ብደረጃ ዞባ ዝወዳደርን ብሉጽ ደርፍታት፡ ድራማታት፡ ፊልምታትን ካልእ ጥበባውን ስነጽሑፋውን ስርሓት ክፈሪ ደራኺ ተራ ክህልዎ ዘለዎ ተስፋ ገሊጹ።

ሰልጠንቲ፡ ዝቐሰምዎ ትምህቲ ኣብ ምሕያል መኣድታት ስነጥበብ ዝህልዎ ተራ ቀሊል ከም ዘይኮነ ብምግላጽ፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ተመሳሳሊ ስልጠናታትን ኣስተምህሮታትን ክውደበሎም ተላብዮም።

እቲ ስልጠና ዘጠቓለሎም ኣርእስታት፡ ስነ ጽሑፍ ብመለስ ንጉሰ፡ ድራማ ብሳሚኤል መንግስትኣብ፡ ኣገባባት ምስትምቓር ጥበብ ብግርማይ ኣብርሃምን ጋዜጠኝነት ድማ ብኤፍሬም ሃብተጽዮን'ዮም ተዋሂቦም።

Art and Literature activities

DESIGN.BY.WOLFPACK
TEL:07299101

# ተሳትፎ ማሕበር ኣብ ዝተፈላለዩ ዞባዊ መደባት

## ዞባዊ ዋዕላ መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃ፥

ማሕበር ምስ ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ ብምትሕብባር ዞባዊ መጸናንዕታዊ ዋዕላ መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃ ኣብ ተራን ተሳትፎን መንእሰያት ኣብ ሰላምን ጸጥታን ኣፍሪቃ ኣኣንገዱ።

እዚ መደብ ካብ 10-12 ሰነ 2019 ኣብ ሆቴል ኣስመራ ፓላስ ዝተኣንገደ ኮይኑ፡ ኣብ'ዚ መደብ፡ ፍልይቲ ልኡኽ ኮምሽን ሕብረት ኣፍሪቃ ኣብ ጉዳይ መንእሰያት፡ ክኢላታት ኣወሃሃድቲ፡ ወኪልቲ ክፍሊ ሰላምን ጸጥታን ሕብረት ኣፍሪቃ፡ ወኪል ኢጋድ፡ ወኪል ኮሚኒቲ ምብራቕ ኣፍሪቃ፡ ወኪልቲ ዝተፈላለየ ኣብ ዓውዲ ሰላምን ጸጥታን ዝሰርሑ ምንቅስቓሳት ዝኾኑ መንእሰያት ከምኡ'ውን ናይ ኤርትራ ወኪልቲ ኣብ ግምት ብምእታው ልዕሊ 50 መንእሰያት ኣለይትን ተሳቲፎም።

ብወገን ኤርትራ ዝነበሩ ተሳተፍቲ ብተዳራጊ ደረጃ ሃገራውነት ብዘንጸባርቕ መልክዑ ንተራ ተሳትፎን መንእሰይ ኤርትራ ኣብ ምውሓስ ሰላምን ጸጥታን ሃገሩ ካብ ምምስራትን ምምራሕን ሰውራ፡ ክሳብ ምሕብሓብ ሉኣላውነት ዝተጻወቶ ተራ፡ ከምኡ'ውን ንስነህንጻ ምቹም ሃገረ ኤርትራ ካብ ግዜ ምንዳፍ መንግስታዊ ስርዓት፡ ማለት ኣብ ዜግነት ዝተመስረተ መንነት ክህልዋ ምኽኣሉ፡ ማሕበራዊ ፍትሒ ማእከል ዝገበረ ሃገራዊ ፖሊሲታትን ካብ ርሑቕ ገጠራት ናብ ማእከል ዝተማእዘነን ጋግ ማእከል-ወሰን ዘጽብብ ናይ ምዕባለ ስትራተጂን። ኣብ ምኽሳኹስ ሃገራዊ መንነት ኣብ መንእሰያት ግዚፍ እጃም ዘበርክት ሃገራዊ ፕሮግራማት ከም ፕሮግራም ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ንምሕያል መንእሰያት ኣብ ትምህርቲ፡ ሞያ፡ ቁጠባ፡ ፖለቲካ ብደረጃ መንግስትን ኩለን ኣካላትን ዝዋደድ ዕዮ ዝገልጽ መረዳእታታት ኣቕሪቦም። ቅኑዕ መረዳእታ ኣብ ምስራጽ ድማ ሰሪሖም።

ዝበዝሑ ካብዘን 15 ሃገራት ዞባና ዝመጹ ተሳተፍቲ ናይ ገዛእ ርእሶም ብስም ሰላምን ጸጥታን ዝቖማ ዘይመንግስታውያን ትካላት Nongovernmental Organizations ዝመርሑ ኮይናም፡ ካብ ናብ ዝፈላለ እኳ እንተኾነ ድኑት ብቐዓት ዘለወን፡ ብመወልቲ ናይ ወሸጥን ናይ ደገን ዝንቀሳቐሳ፡ ብዐበኡ ድማ ብደረጃ ሃገር ዝልክዕ ሓሳባዊ መርሓ ይኹን ሃገራዊ ፕሮግራም ኣብ ምቋም ዘይብጽሑ፡ ንጠፍ ግጭት ኣብ ዘለዎ ከባቢታት ኣብ ናይ ምስላጥን ሽምግልናን ስርሓት ዝተጸምዱ ኮይኖን ትረኽበን። በዚ መሰረት ብወገን ኤርትራ ዝቐርብ ኑብሲ-ወከፍ ሓሳብ ብደረጃ ሃገር ዝልክዕ ኮይኑ፡ ምስቲ ብደረጃ ቀቢላ፡ ዓዲ፡ መጋበራት ሰደተኛታት፡ ዝተፈላለየ ትሕተ-ሃገራዊ መለክዒታት ዝዕቅን ኣመለኻኽታ ምቅዳው ቀሊል ኣይነበረን። ነዚ ኩነታት እዚ ንምልዋጥ ሓያል ናይ ምምራሕን ምምእዛንን ተራ ምጽዋት ከም ዘድሊ የርኢ።

እዚ መደብ ብዘይካ ብወገን ኣለይቲ ዝቐረበ ሓሳባት፡ ብተሳተፍቲ ዝተገበረ ክትዓት፡ ናብ ሽምግልና ንጠፍ ግጭት ዝተኸረ ስልጠና፡ ንኢጋይሽ ተሳተፍቲ ምስ ከተማ ኣስመራን ሰላማን ንምልላይ ዕድል ዝፈጠረ ኢጋጥሚ'ውን ኢዩ ኔሩ። በዚ መሰረት ኢጋይሽ ተሳተፍቲ ኣብ ግዜ ምብጋሶም ብዛዕባ ኤርትራ ንጹር ዝኾነ ሓበራዊ መረዳእታ ሒዞም ክኸዱ ዝኽእሉ ይመስለ።

ዋዕላ መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃ ኣካል ናይ እቲ ተራ መንእሰያት ኣብ መስርሕ ሰላምን ጸጥታን ኣፍሪቃ ንምብራኽ ኣብ ራብዓይ ርብዒ ዓመት 2018 ብቤት ምኽሪ ሚኒስተራት ሕብረት ኣፍሪቃ ዝቐረበ ዕዮ ኮይኑ፡ ኮምሽን ሕብረት ኣፍሪቃ ንመንእሰያት ኣብ ሓሙሽተ ዞባታት ማለት ምብራቕ፡ ምዕራብ፡ ሰሜን፡ ደቡብን ማእከላይ ኣፍሪቃን ዞባዊ ዋዕላታት ብምክያድ፡ ኣብዚ ዓውዲ ብኽኢላታት እናተኣለዩ ክዘተዩን ኣብ ወርሒ ጥቅምቲ 2019 ናይ መወዳእታ መልክዑ ንምትሓዝ ናብ ቤት ምኽሪ ሚኒስተራት ዝቐርብ ናይ መላእ ኣፍሪቃ ጥሙር ንድፊ ሓሳብ ንምቕራብ ዝዓለመ ኢዩ።

## 2ይ ዋዕላ መንእሰያት መላእ ኣፍሪቃ

ብተመሳሳሊ ማሕበር ኣብ'ቲ ካብ ዕለት 24-28 ሚያዝያ 2019፡ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ፊደራላዊት ሪፓብሊክ ኢትዮጵያ ቤት ጽሕፈት ሕብረት ኣፍሪቃ ዝተኣንገደ 2ይ ዋዕላ መንእሰያት መላእ ኣፍሪቃ ተሳቲፋ። ኣቲ "ኣፍሪቃ ኣብ ጉዳይ መንእሰያት ትሓብር" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ ዝተኻየደ ዋዕላ፡ ኣብ ዓመተ 2021 ንሓደ ሚልዮን መንእሰያት ናይ እዛ ኣህጉር ኣብ ዓውድታት ትምህርቲ፡ ሸቕለት፡ ምሕደራ ዋኒንን ጸምዶን ግብራዊ ዕድላን ንምፍጣር ዝዓለመ ኢዩ። እዚ ብተበግሶ ኮምሽን ሕብረት ኣፍሪቃ ዝቐረበ መደብ፡ ኣብዘን ዝተጠቕሳ ኣርባዕተ ዓውድታት ንህሉው ተኽእሎታት ብምግምጋም፡ ተመኩሮታት ኣባል ሃገራት ብምግንዛበን ብደረጃ ኣህጉር ክስርሓሉ ዝኽእል ስትራተጂ ምሕያል መንእሰያት ንምንዳፍን ዝዓለመ ኮይኑ፡ ልዕሊ 300 ካብ ኩለን ኣባል ሃገራት ዝተወከሉ መንእሰያትን ኣብ ዓውዲ መንእሰያት ዝሰርሑ ትካላትን ትካላት ሕቡራት ሃገራትን ዘሳተፈ ኢዩ ኔሩ።

እቲ ናይ ኣርባዕተ መዓልታት መደብ ዝተፈላለዩ ብኽኢላታት ዝቐረቡ ናብቲ ዓውድታት ዝቐንዑ መጸናንዕታዊ ጽሑፋት፡ ንተመኩሮታት ሃገራት ዝፍትሽ ጉጅላዊ ክትዓት፡ ሰሚናራትን ናይ ምርኢት መደባትን ዘጠቓለለ ኮይኑ፡ ኣብ መዛዘሚ እቲ ክቐርብ ዝቐጸ ሓሳባትን ተመኩሮታትን ብኽኢላታት ናብ ሓደ ጥሙር ንድፊ ሓሳብ ብምጽማቕ ናብ ኮምሽን ሕብረት ኣፍሪቃ ንምቕራብ መረዳእታ ተበጺሑ።

## ተሳትፎ ኣብ ዞባዊ ዋዕላ ማሰል ሰኽሉላን ኣብ ጾታዊ ፍርያምነት ዞባ ምብራቕን ደቡብን ኣፍሪቃ



ኤርትራ ኣብ'ቲ ካብ ዕለት 21-23 ግንቦት 2018 ኣብ ከተማ ጆሃንስበርግ ዝተኻየደ ኣብ ጉዳይ ማሰል ጆንደር፡ ደቂኣንስትዮን መንእሰያት ሰንኩላንን ኣብ ጾወታዊ ፍራያምነት ዘዘተየ ዞባዊ ዋዕላ ተሳቲፋ። እዚ ዋዕላ ንማሰል ሰንኩላን ኣብ ጾታዊ ፍርያምነት ንምውሓስ ብኹሉ ኣካላት ክየገበር ዝግብኦ ኣበርክቶ ንምግላሕ ዝዓለመ ኮይኑ፡ ንህሉው ኩነታት ዝምልከት ሓሳባት ብወከልቲ ሃገራት ድሕሪ ምቕራብ፡ ብኽኢላታት ሓበርዊ መረዳእታ ንምብጻሕ ዝሕግዝ ስልጠናታትን መጸናንዕታዊ ጽሑፋትን ቀሪቡ። ኣብ'ዚ ዋዕላ ካብ 21 ሃገራት ምብራቕን ደቡብን ኣፍሪቃ ዝተወከሉ መንእሰያት ተሳቲፎም።

ጉዳያት

# ሳዋ ፥ ዕቱብ ምርጫ ንውሑስ መጻኢ!

ማእከል ኣካዳምያዊ፡ ሞያዊን ወተሃደራዊን ስልጠናታት ሳዋ፡ ኣብዚ ዓመት'ዚ "ሳዋ፡ ዕቱብ ምርጫ ንውሑስ መጻኢ" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ መበል 25 ብሩራዊ እዮቤልዩ ክትጽንብል ኣብ ምሽብሻብ ትርከብ።

ኣብዚ ዝሓለፈ 25 ዓመታት፡ ኣስታት 500,000 መንእሰያት፡ ካብኦም ልዕሊ 100,000 ደቀንስትዮ፡ ካብ ኩሉ ክፋላትን ከባቢታትን ሃገር፡ በዚ ማእከል'ዚ ሓሊፎም፡ ወተሃደራዊ፡ ኣካዳሚያዊን ሞያዊን ስልጠናታት ቀሲሞም ምውጽኦም፡ ንኣበርክቶ ናይ'ዛ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ፡ ብመጠኑ ክገልጾ ይኽእል እዩ። ካብ ብዝሒ ንላዕሊ ግን፡ እቲ ረቛሒ ኣበርክቶ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ዝያዳ ሚዛን ዘወሃቦ እዩ።

ናይ ድሕሪ ናጽነት መንእሰያት ኤርትራ፡ ብሳዋ ምሕላፎም፡ ወተሃደራዊ፡ ወይ ኣካዳሚያውን ሞያዊን ስልጠና ጥራይ ኣይኮኑን ቀሲሞም። ዕላማ ሃገራዊ ኣገልግሎት እውን ንሱ ጥራይ ኣይኮነን። ብመሰረት ኣዋጅ ሃገራዊ ኣገልግሎት ቁጽሪ 82/1994፡ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ካብ ስልጠና ንላዕሊ ዝሓይድ ረቛሒ ፖለቲካዊን ልምዓታዊን፡ ማሕበራዊን ባህላዊን ዕላማታት ዘለዎ'ዩ። ዕላማታት ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብዚ ዝተጠቕሰ ነጥቢታት ጸሚቖካ ክግለጽ ይከኣል፦

- ህላወን ቀጻልነትን ናጻን ልኡላዊነትን ሃገር ንምውሓስ ዘኽእል ህዝባዊ ሰረት ዘለዎ ድልድል ሓይሊ ምክልኻል ምቛም

- ኣብ ህዝቢ ኤርትራ ካብ ነዊሕ ሰሪቱ ዝጸንሐ ኮነ፡ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ህዝቢ ኤርትራ ብሓባራዊ ስራሕን መስዋእቲን ዝኾስኮሶ ታሪኽ፡ ባህልን ክብርታትን ተሞክሮን ዓቂብካ ንተረካቢ ወለዶ ምውራስ

- ኣብ መንእሰያት ሃገራዊ ሓድነትን ውህደትን ብምኹስኳስ ስልጠና ሃገራዊ ባህሊ ምዕንባብ

- ንህንጻት ሃገር ዝበቅዕ ፈታው ስራሕ፡ ፍልጠትን ሞያን ዝዓጠቐ፡ ብዲስፕሊን ዝተሃንጸ ሓድሽ ትውልዲ ምህናጽ

እሞ'ኸ ሳዋ ነዚ ዕላማ'ዚ ኣብ ምትግባር ክሳብ ክንደይ ተዓዊታ? ሳዋ ኣብ ህንጸት ሓይሊ ምክልኻል፡ ኣብ ምኹስኳስ ሃገራዊ ሓድነት፡ ኣብ ምስግጋር ታሪኽ፡ ባህልን ክብርታትን ተሞክሮን፡ ኣብ ምህናጽ ፍልጠት፡ ሞያ፡ ክእለትን ዲሲፕሊንን ዘነበራ ግደ ከመይ ይግምገም? እንተድኣ ኢልና፡ መልሱ ንኹሉ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣውራ ድማ ነቶም ብመዓስከር ሳዋ ዝሓለፉ መንእሰያት ፍሉጥ እዩ።

ሳዋ፡ መንእሰያት ኤርትራ ታሪኽ ሃገሮም ክፈልጡ፡ ብዛዕባ ሕብረተሰብ ኤርትራ ዓሚቑ መረዳእታ ክህልዎም፡ ካብ ዝተፈላለየ ከባቢታትን ክፋላትን ሕብረተሰብ ዝመጹ ደቂ ኩለን ብሄራት ኤርትራ ንሓድሕዶም ክላለዩ፡ ካብቲ ዝዓበይሉ ከባቢ ወጺኦም ምስ ኩሉ ከባቢታትን ጸጋታትን ሃገር ክላለዩ፡ ዓቢ ኣበርክቶ ገይራ እያ። እዚ ኩነት'ዚ ኣብ ምድልዳል ናይቲ ብሓባራዊ ቃልሲን መስዋእቲን ዝተነድቀ ሃገራዊ ሓድነትን ማሕበራዊ ስኒትን ኤርትራውያን ዝጻወቶ ዘሎ ግደ ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን።

መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣብዚ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን፡ ንሃገር ኮነ ነቶም በዚ መደብ'ዚ ዝሓለፉ መንእሰያት ዓቢ ኣበርክቶ ገይሩ እዩ፡ ሳዋ ድማ ዝተመስረተትሉ ዕላማ ብግብሪ ተዓዊታትሉ እያ፡ ኢልና ብድፍረት ክንዛረብ ንኽእል ኢና። ኣብ ግዜ ወራር ወያነ፡ ልኡላውነት ሃገር ዝተኸላኸሉን፡ ነቲ ዝቐጸለ እልቢ ዘይብሉ ተጻብኦታት ኣምኪኖም፡ ኣብዚ ሕጂ ኣቲናዮ ዘለና ሓድሽ መድረኽ ብዓወት ክንበጽሕ ዘኽኣሉ፡ ብቐንዱ ሳዋ ዝመልመለቶም ተረኪበቲ ናጽነት መንእሰያት እዮም። ኣብኡ ከይተሓጽሩ፡ ኣብ ኩሉ'ቲ ጎድኒ ጎድኒ መኸተ ዝካየድ ዝነበረ መሰረታት ልምዓት ናይ ምንጻፍን ምውዳድን ዳግመ ህንጻዊ ስርሓት እውን፡ ውልቃዊ ረብሓ ድሕሪ ሃገር ብምስራዕ፡ ፍልጠቶም፡ ክእለቶምን ጉልበቶምን ብዘይግብዝና እናወፈዩ ብዙሕ ስርሓት ዝዓመሙን ገና እውን ዝዓሙ ዘለዉን ፍረ-ሳዋ እዮም። ኣብ ኩሉ ምምሕዳራዊን ማሕበራዊን ኣገልግሎታት፡ ብዝተማህርዎ ዓውዲን ብዝቐሰምዎ ሞያን፡ ንህዝቦም ዘገልግሉ ዘለዉ እውን ንሳቶም እዮም።

ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተጠቕሰ፡ ኣበርክቶ ሳዋ ብብዝሒ ዘሰልጠነቶም መንእሰያት ጥራይ ኣይኮነን ዝምዘን። እቲ ብዝያዳ ሚዛን ዘወሃቦ፡ እቲ ኣብ መንእሰያት ዘስረጸቶ፡ ንኹሉ ድሕረታት ዝሰገረ ሰፊሕን ምዕቡልን ሃገራዊ ኣተሓሳስባ ኮይኑ፡ እዚ ረቛሒ ሓይሊ'ዚ፡ መጠኑ ብኣሃዝ ዝልካዕ ኣይኮነን።

ከምዝፍለጥ፡ እቲ ዝዓበየ ጸጋ ናይ ሓደ ሃገር ሰብ እዩ። ካልእ ጸጋታት ድሕሪ ሰብ ዝስራዕ፡ ንሰብ ዘገልግል እዩ። ርግጽ እዩ ባህርያዊ ጸጋ ኣብ ምዕባለ ሕብረተሰባት ዘበርክቶ ግደ ኣይከሓድን። ዕዮን ፍልጠትን ሰብ እንተዘይሓለፎ ግን፡ በይኑ ክገብሮ ዝኽእል ኣበርክቶ ድሩት'ዩ። ፍልጠት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ዘይዓጠቐ ሰብ፡ ግዝኣቱ መሬታዊን ባሕራዊን ጸጋታት እውን እንተመልኦ፡ ግዳይ ምዝመዛ ካልኦት ክኸውን እንተዘይኮይኑ፡ ውሑስን ቀጻልነት ዘለዎን ምዕባለ ከረጋግጽ ዘይሕሰብ እዩ።

መንግስቲ ኤርትራ፡ መርሓ ልምዓታዊ ስትራተጂ ገይሩ፡ ኣብ ሃገራዊ ቻርተር ካብ ዘስፈሮም ዓበይቲ ዕላማታት ሓደ፡ ምርግጋጽ ወሳኒ ግደ ሰብ ዝኾነሉ በዚ ምኽንያት'ዚ እዩ። ካብዚ ሃገራዊ ዕላማ'ዚ ብምብጋስ ድማ እዩ፡ ንሃነጽቲ ሃገር መንእሰያት ብኣእምሮን ኣካልን ናይ ምኹስኳስ ሓላፍነት ተሰኪሙ፡ ኩሎም ቀልዑን መንእሰያትን ናይ ትምህርቲ ዕድል ንኽረኽቡ፡ ኣብ ህንጸት ኣብያተ ትምህርቲ ኮነ ኣብ ምቕራብ መማህራንን መሳለጥያ ትምህርቲን ገዚፍ ወጻኢታት እናገበረ፡ ኣካዳሚያዊን ቴክኒካዊን ትምህርቲ ንምስፋሕን፡ ብዓይነቱ ብሉጽ ኮይኑ፡ ብሉጽ ሰብ ንኸፍሪ ብልዑል ጸዓት ዝሰርሓሉ ዘሎ። ኣብ ርእሲ'ዚ ከኣ፡ ንዝዓበየ ዕላማ ኩሎም መንእሰያት ኣብ እዋን ብጽሕናኦም ብመዓስከር ሳዋ ሓሊፎም፡ ፖለቲካዊን ማሕበራዊን ኣመለኻኽታኦም ከምዝሰፍሕ፡ ብወተሃደራዊ ዲሲፕሊን ተሃኒጾም፡ ኩለንተናዊ ብቕዓት ኣጥርዮም፡ ናይ ብሓቂ ብቑዓት ተረከብቲ ሃገር ክኾኑ ብቐጻሊ ብትግሃትን ክሰርሓሉ ጸኒሑን ኣሎን።

ትጽቢታዊ ውጽኢት ናይዚ ወፍሪ'ዚ፡ መንእሰይ ወለዶ፡ ነብሱ ክኢሉ፡ ፍልጠት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ዓጢቑ፡ መጻኢኡ ብብቕዓት እናቐለሰ፡ ብስርሑን ፍልጠቱን ምዕብልቲ ሃገር ሃኒጹ፡ ማዕረ ዓለሙ ተሰሪዑ፡ ስልጡን ህይወት ንኽመርሕ እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ፍልጠት ዝጸገበ፡ ኩሉ ዓይነት ሞያታት ዝመልኸ፡ ሓጺናዊ ዲሲፕሊን ዘለዎ ሰብ ጥራይ'ዩ፡ ኩለንተናዊ ዕብየት ሃገር ብቕኑዕ መኣዝንን ብልዑል ቅልጣፈን ኬሳልጥ ዝኽእል።

ነዚ ዝተጠቕሰ ሃገራዊ ራእይ'ዚ ኬስምር ኣብ 1994 ዝቖመ ማእከል ስልጠናታት ሳዋ፡ ኣብ ዝሓለፈ 25 ዓመታት ኣስታት ፍርቂ ሚልዮን መንእሰያት ክምልምል ምኽኣሉ ብቐሊሉ ዝርአ መኽሰብ ኣይኮነን። እዚ ብቑዓት ዜጋታት ንምምልማል ኪካየድ ዝጸንሐ ሓያል ጻዕሪ፡ ንኤርትራ ኣደ ብሱላት፡ ኣስፊሖም ዝጥምቱ፡ ዲሲፕሊን ዘለዎም፡ ጻዕረኛታትን ሞያውያንን መንእሰያት ክትከውን ኣብቂዕዋ እዩ። ብዘይ ምግናን፡ መንእሰይ ኤርትራ፡ ኣብ ውሽጢ ሃገር ይሃሉ፡ ብዝተፈላለየ ምኽንያት ናብ ወጻኢ ሃገር ይኺድ፡ ኣብ ብዙሓት ካልኦት ሃገራት ምስዝርከቡ ናይዚ ዘመን'ዚ መንእሰያት ክነጻጸር እንከሎ፡ ፍሉይነት ኣለዎ። ፍሉይነቱ ድማ፡ ብሉጽ ክብርታት ሕብረተሰቡ ዝወረሰ፡ ንኹሉ ድሕረታትን ትሕተ-ሃገራዊ ስምዒታትን ዝሰገረ፡ ሞያን ክእለትን፡ ናይ ስራሕን ምዕባለን ወኒ ዘለዎ መንእሰይ ምዃኑ እዩ። ዝርጋን መንእሰያት ንብዙሓት ሕብረተሰባት ኣሻቓሊ ኮይኑሉ ኣብ ዘሎ ዘመን፡ ኤርትራ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ንቑሓት፡ ሓያል ባህጊ ስራሕን ዲሲፕሊንን ዘለዎም መንእሰያት ከተፍሪ ምብቅዓ ብሓቂ ዓቢ ጸጋ እዩ።

ቀንዲ ምስጢር ምዕባለን ብልጽግናን፡ ንዓቕምኻ ብዕጽፍታት ዘራብሕ ሞያን ዲሲፕሊንን ምውናን ካብ ኮነ፡ መንእሰይ ኤርትራ፡ ኣብ ሳዋን ካልኦት ማእከላት ስልጠናን ብዝቐሰሞ ዘሎ፡ ኣካዳምያዊ፡ ሞያዊን ወተሃደራዊን ስልጠናታት፡ ነቲ ቀንዲ መርሖ ምዕባለን ብልጽግናን ክጭብጦ በቒዑ ኣሎ ክንብል ንኽእል ኢና። ሞጎስ ነቲ ወናኒ ብሉጽ ክብርታት፡ ሓበን ስድራቤቱ፡ ህዝቡን ሃገሩን ስልጡን ኤርትራዊ መንእሰይ! ምስጋና ነዚ ክብርታት'ዚ ኣብ ምኹስኳስ ንእትርከብ ማእከል ስልጠና መንእሰያት ሳዋ!

ሳዋ፡ ዕቱብ ምርጫ ንውሑስ መጻኢ!



# ምድልዳል ሰላምን ምሕዝነትን

ኣብ ዝሓለፈ 80 ዓመታት፡ ኤርትራውያን ሾሞንተ ዓመታት ጥራይ ኢና ምሉእ ሰላም ኣስተማቂርና። ካብ 1991 ክሳብ 1998 ኣብ ዝነበራ ቀዳሞት ዓመታት ናጽነት ከም'ኡ'ውን ኣብዘ ዝሓለፈት ዓመት ጥራይ። እቲ ዝተረፈ ልዕሊ 70 ዓመት፡ ወለዶታት'ዛ ሃገር ኣብ ትሕቲ ከቢድ ወጥሪ ኩናትን ተጻብኦን እዮም ኣሕሊፎሞ። ህርኩትን ጻዕረኛን ህዝቢ ኤርትራ፡ ኑቲ ዝተኸስረ ነዊሕ ግዜ፡ ልቡ ኣውዲቑ ንህንጸትን ልምዓትን ሃገር ኣውዒልዎ ነይሩ እንተዝኸውን ኣበይ ኮን ምበጽሐ?

ሕማቕ ናይ ታሪኽ ኣጋጣሚ ኮይኑ፡ ዝሓለፈ ሰለስተ መዋእል ሰላም ኣይረኸብናን። ምርግጋጽ ሰላም ድማ፡ ብህይወት ጥራይ ዘይኮነ ብግዜን ዕድላትን ከቢድ ዋጋ ኣኽፊሉና'ዩ። እቲ ጽቡቕ ነገር ግዳ፡ ዓቢይ መኽሰብ እውን ነይሩዎ። ኤርትራ ንእሽቶ ሃገር፡ ህዝባ ድማ ውሑድ ኢልካ ዝንዓቕን መሰሉ ዝደሃኽን ከም ዘይኮነ፡ እኳ ድኣ፡ እዛ ሃገር'ዚኣ፡ ብሓቂን ዓረርን ሸርሒታትን ተፈቲና፡ ምስ ሓያላት ተረባሪባ፡ ሃገር ናይ ምኻን ብቕዓታ፡ ንፈታዊን ጸላኢን ብዘየወላውል መገዲ ከተመስክር በቒዓ እያ። ብርግጽ ድማ፡ ምስ ፈረካሽ ኩነታት ሓያሎ ሃገራት ብምንጽጻር፡ ሃገርነት ኤርትራ ሰረቱ ኣመና ተረር እዩ።

ከምዝፍለጥ፡ ባህጊ ናጽነት፡ ሰላም፡ ራህዋን ምዕባለን ንሰለስተ ወለዶታት ኤርትራ ኣብ ብርቱዕ ፖለቲካዊን ዕጥቃዊን ቃልሲ ጸሚዱዎም'ዩ። እቲ ቀዳማይ መዋእል ካብ 1941 ክሳብ 1961 ህዝቢ ኤርትራ ንመሰል ርእሰ ውሳነ ፖለቲካዊን ሰላማዊን ቃልሲ ዘካየደሉ እዩ ነይሩ። እቲ ግዜ'ቲ ናይ ህንጸትን ልምዓትን እዋን ኣይነበረን። ስዒቡ ዝመጸ መዋእል፡ ኤርትራዊ፡ መሰሉ በቲ ግዝኣቲ ዝርድኦም ቋንቋ ማለት ብቕልጽሙ ከረጋግጽ ኣብ ዕጥቃዊ ቃልሲ ዝሕለፎ እዩ። ካብ 1961 ክሳብ 1991 ከኣ፡ ኣብ ዓለም ብንውሓቱን ምረቱን ሐደት መዳርግቲ ጥራይ ዝርከቦ ሓርነታዊ ቃልሲ ብምኽያድ፡ ከቢድ መስዋእቲ ከፊሉ፡ ብኣንጸባራቒ ታሪኽ ሃገራዊ ናጽነቱ ጨቢጡ። ኣብዚ ዝተጠቕሰ መድረኽ እውን ዕንወት እምበር ህንጸት ሃገር ዝሕሰብ ኣይነበረን።

ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ዝነበረ ብርቱዕ ባህጊ ኤርትራውያን ንናጽነትን ሃገርነትን፡ ሓይሉን መጠኑን ክትልክዖን ክትገልጾን ዘጸግም እዩ። ብርቱዕ ባህጊ፡ ብርቱዕ ሱብ ስለዝፈጥር ከኣ፡ ብኡ መጠን ዝተፈጸመ ጅግንነት ዝነበረ ተወፋይነትን "ተኣምራት" ኢልካ ጥራይ ዝግለጽ ዛንታ እዩ። በዚ ድማ፡ ድሕሪ መሪር ገድሊን መስዋእቲን፡ ናጽነት ኣብ ዝተረጋገጸሉ ዕለት፡ ኤርትራዊ ዝተሰምዖ ሓጎስ፡ ሩፍታ፡ ምስትርሓውን ርውየትን ቀሊል ኣይነበረን።

ናጽነት ዝፈጠሮ ሩፍታን ርውየትን ግን ንነዊሕ ኣይቀጸለን። ናይ ሩፍታ ግዜ ካብ ሸውዓተ ዓመታት ኣይሓለፈን። ዝስዓበ 20 ዓመታት፡ ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ፡ ተረካቢ ናጽነት ኤርትራዊ መንእሰይ ድማ ብፍላይ፡ ንቅሉዕ ወራርን ንዕኡ ዘሰነየ እልቢ ዘይብሉ፡ ቁጠባዊ፡ ጸጥታዊን ፖለቲካዊን ዲፕሎማሲያውን ተጻብኦታትን ሸርሒታትን ክሰግር ብኸቢድ ናይ ፈተነ መድረኽ ክሓልፍ ተገዲዱ። የግዳስ፡ ልክዕ ከም ቀዳማይ ተጋደልቲ፡ ኣብዚ ካልኣይ ገድሊ እውን፡ እዚ ተካኢ ወለዶ ተዓዊቱ ብምውጻእ፡ ኑቲ ዘሕብን ታሪኽ ርዚኑት ወሲኽሉ። ኤርትራዊ ሃገራዊነት ድማ፡ ከም ወርቂ ብሓዊ ተፈቲኑ ዳግም ተኸሲቱ።

ሎሚ ናብ ሓድሽ መድረኽ ኣብ እንኣትወሉ ዘለና ግዜ እምበኣር፡ ከም ህዝብን ሃገርን እንታይ ብልጫን ዓቕምን፡ እንታይ'ከ ድኽምትን ሕጽረታትን ኣለና? ኣብ ቅድመና ዘሎ ዕድላትን ብድሆታትን እንታይ'ዩ? እንታይ'ከ ክንገብር ኣለና? ዝብሉ ሕቶታት ብወድዓውነት ብምርኣይ ተልእኾ ናይዚ መድረኽ'ዚ ምንጻር ኣገዳሲ ይኸውን።

በቲ ዘለና ብልጫን ዓቕሚን ክንጅመር። እቲ ዝዓበየ ብልጫናን ዓቕምናን፡ ኣብ ፈታኒ መድረኽ ተሳሒሉ ዝወጸ ፖለቲካዊ ብቕዓትናን ሃገራዊነትናን እዩ። ካልእ ዘኾይት ግዚፍ ቁጠባዊን ፊናንሲያዊን ብቕዓት ኣለና ክንብል ኣይንኽእል። ኣብ ከምዚ ዓይነት ኩነታት እምበኣር፡ እዚ ንፍልሞ ዘለና ሓድሽ መዋእል፡ ንዓና ኤርትራውያን ኣብ ሓደ እዋን ዕድልን ከቢድ ብድሆን እዩ። እቲ ዕድል ንብሎ ብቐንዱ ኣብ ትሕቲ ሰላም ዝርከብ ናይ ስራሕ፡ ህንጸትን ኣፍራይነትን ግዜ እዩ። እቲ ብድሆ እንብሎ ድማ፡ ብሓደ ወገን ነዚ ሰላማዊ ሃዋህው'ዚ ናይ ምድልዳል ሕቶ፡ በቲ ካልእ ድማ፡ ኣብቲ ዝሓለፈ መድረኻት ዝተኸስረ ግዜን ዕድላትን ንምምላስ ዝሕተት ሓያል ጻዕርን ስራሕን እዩ።

ስለዚ፡ ሰላምና ኣውሒስና፡ ድኣ'ምበር፡ ኣብ እነስተርሕወሉ ናይ መውዳእታ ምዕራፍ ኣይበጻሕናን። ብኣንጻሩ እኳ ድኣ፡ ገና ናብቲ ቀንዲ ተልእኾና ኣብ ዘምርሕ ድርኩኺት ኢና ዘለና። እቲ ናይ መውዳእታ ምዕራፍ ድኣ መዓስ'ዩ? ብርግጽ'ከ ናይ መውዳእታ ምዕራፍ ዝበሃል ኣሎ ድዩ? ዝብል

ሕቶ ክስዕብ ይኽእል'ዩ? እቲ መልሲ ድማ፡ 'መን ምስ ኣዕረፈ?' ዝብል ካልእ ሕቶ እዩ።

ብርግጽ ድማ፡ ናይ ሓደ መድረኽ ዕድላትን ብደሆታትን ካብቲ ካልእ ይፈላለ ይኸውን እምበር፡ ኣብ ህይወት ናይ መወዳእታ ምዕራፍ ዝበሃል የለን። ዓለም ካብ እትፍጠር ዘዕረፈ ህዝቢን ሕብረተሰብን የለን። ሕብረተሰብ ሰላሙ፡ ጸጥታኡን ምዕባለኡን ንምውሓስ ብቐጻሊ ኣብ ቃልሲ'ዩ ዝነብር። መድረኻዊ ግድላት እናፈታሕካ ዝሓሸን ዝለመጸን መድረኽ ናይ ምፍጣር ዘየቋርጽ ጉዕዞ እዩ - ጉዕዞ ህዝቢን ሃገርን። ነዚ ዘየቋርጽ ጉዕዞ ብዓወት ክንምርሾ፡ ዝሕተት ዝዓበየ ረቛሒ እንታይ'ዩ? እንተድኣ ኢልና ከኣ፡ ሕጂ እውን ከም ዝሓለፈ መድረኻት፡ ምስዚ ሓድሽ መድረኽ ዝኸይድ ኩለንተናዊ ብቕዓት እዩ። ካብ ተሞክሮናን ናይ ካልኦት ታሪኽን ንብቕዓት ሕብረተሰብ ዝውስኑ ረቛሒታት ፍሉጣት እየም።

ሓይልን ብርትዐን ሓደ ህዝብን ሃገርን ዝያዳ ኩሉ ፖለቲካዊ እዩ። ልዕሊ ኣጽዋር ወይ ገንዘብ፡ ፖለቲካዊ ሓይሊ እቲ ዝዓበየ ረቛሒ ናይ ብቕዓት ምዃኑ፡ ካብ ተሞክሮና ዝዓቢ ምስክር የለን። ስለዚ ምስጢር ዓወትና ዝኾነ፡ ፖለቲካዊ ሓይሊ ምስሳን፡ ቀዳማይ ዝስራሕ እዩ። ምኽንያቱ ንሱ'ዩ እቲ ቀንዲ ምንጪ ሃገራዊ ሓይልናን ዋሕስ ሰላምናን። የግዳስ ሓደ ሃገር ወይ ህዝቢ ካብ ከባቢኡን ዓለምን ተነጺሉ በይኑ ዝነብር ኣይኮነን። ብዞባዊን ዓለማዊን ኩነታት ኣጸቢቑ እዩ ዝጽሎ። ሃገራዊ ሸቶታትናን ዛዕባታትናን ክዕወትን ውሕስነት ክህልዎን፡ ዞባዊ ሰላም ኣገዳሲ እዩ። ስለዚ ድማ ኢና፡ ንዞባና ካብ ናይ ግጭትን ተጻብኦን ዞባ ናብ ዞባ ሰላምን ምትሕግጋዝን ናይ ምቕያር ዕማም፡ ብዘለና ዓቕሚን ጽልዋን፡ ብትግሃት ክንዋሳኣሉ ዘድሊ። ሓደ ካብ ዓበይቲ ተልእኾታት ናይዚ ዘለናዮ መድረኽ፡ ምድልዳል ዞባዊ ሰላም ዝኾነሉ ከኣ፡ በዚ ምኽንያት'ዚ እዩ።



እቲ ካልኣይ፡ ዓቢይን ኣገዳሲን ረቛሒ፡ ቁጠባዊ ብቕዓት እዩ። ቁጠባዊ ብቕዓት፡ ኣብ ምሕያል ወተሃደራዊን ጸጥታዊ ብቕዓት፡ ኣብ ምርግጋጽ ሃገራዊ ዕላማታት ስልጣነን ማሕበራዊ ፍትሒን ወሳኒ ግደ ኣለዎ። ስለዚ፡ ሓደ ካብ ዓበይቲ ሃገራዊ ተልእኾታት ናይዚ መድረኽ'ዚ ነዚ ብቕዓት'ዚ ምርግጋጽ እዩ። ምኽንያቱ ንሰለስተ መዋእላት ኣብ ሃዋህው ኩናት ኢና ጸኒሕና። ብኡ መጠን ዝወረደና ማህሰይቲን ዘለና በሰላን ዝኽወል ኣይኮነን። ሓቂ'ዩ፡ ጎደኒ ጎደኒ መኹተና፡ መሰረታት ልምዓት ኣብ ምንጻፍ ዘይንዓቕ ልምዓታዊ ስርሓት ከካሳስል ጸኒሕና ኢና። እዚ ግን መበገሲ ዝኸውን ድኣ እምበር፡ ምስ ራእይና ጥሙሕናን ኣነጻጺርካ ክርአ እንከሎ ኣዝዩ ንእሹቶ እዩ። እዚ መድረኽ'ዚ እምበኣር፡ ኣብ ዝሓሸን ሰላማዊን ሃዋህው፡ ዝኸሰርናዮ ዕድላት ንምምላስ ብዓጸፋ ክንሰርሓሉ ዘለና፡ ናይ ዕዮን ምዕዛዝ ኣፍራይነትን መድረኽ ምዃኑ ብዕምቈት ተገንዚብና፡ ብሓያል ወኒ ናብ ገዚፍ ስራሕ እንበገሰሉ ግዜ እዩ።

ሓደ ህዝብን ሃገርን፡ መሬቱን ጸጋታቱን ከየድፈረ፡ ጸጥታኡ ኣውሒሱ፡ ኣብ ትሕቲ ሰላማዊን ቅሱንን ሃዋህው፡ ዕዮኡ እናሰላሰለ፡ ስልጡን ህይወት ክመርሕ፡ ግድን ነዚ ብሓጺሩ ዝተገልጸ፡ ብቕዓትን ብርትዐን ክውንን የድልዮ። ሰላምናን ዕብየትናን ኣውሒስና፡ ልብና ኣውዲቕና፡ ኣብ ህንጸትን ቁጠባዊ ዕብየትን ብናህሪ ክንገዪ፡ ኩሉ መዳያዊ ብቕዓትና ምሕያል ኣበርቲዕና እንሰርሓሉ መድረኽ እዩ - ኣቲናዮ ዘለናዮ ሓድሽ መዋእል። ነዚ ዝጉብሮ መን'ዩ እንተድኣ ኢልና፡ ዜጋ እዩ። ካብኡ ናብኡ ድማ፡ እቲ ወሳኒ ግደ ዝጻወት ዜጋ፡ ማለት እቲ መንእሰይ ክፋል ሕብረተሰብ። ድምር ብቕዓት መንእሰያት ድማ'ዩ መግለጺ ሃገራዊ ብቕዓት። መድረኻዊ ተልእኾኦም ብግቡእ ዝገንዘቡ፡ ፍልጡት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ዓጢቖም ኣእምሮኣዊን ጉልበታዊን ጸዓቶም ንዕብየትን ክብረትን ህዝቦም ዝውፍዩ ንቑሓትን ብርቱዓትን ጸዓተኛታትን መንእሰያት ዘለውዎ ሃገር ድማ እዩ፡ ብሩህ መጻኢ ክህልዎ ዝኽእል።

ድሕሪ ብዙሕ ቃልሲን መስዋእቲን ጨቢጥናዮ ዘለና ሓድሽ መድረኽ እምበኣር፡ ዝሐጉስን ዘፈስህን እዋን ጥራይ ኣይኮነን። ንወለዶ'ዚ ሓድሽ መድረኽ ከቢድ ሓላፍነት ዘሰክም እውን እዩ። ብሓቂ ክንበቕዖን ክንረብሓሉን ንኽእል ዲና? ገና ፈተና ኣሎና። ኣመሪካዊ ፖለቲከኛ ኤልመር ደቪስ፡ "ሓንቲ ሃገር፡ ብሰላምን ናጽነትን እትነብር፡ ንፉዓትን ተባዓትን ሰባት ክሳብ ዘሰፈርዋ ጥራይ እያ" ይብል። ብኻልእ ኣዘራርባ መድረኻዊ ብደሆታት እናፈትሐ፡ ኣብ ነፍሲ ወከፍ መድረኽ ንዝርከብ ዕድላት ኣብ ረብሓኦም ዘውዕሉ ብቑዓት ሰባት ክሳብ ዘለውዋ ማለት እዩ።

# መበቌል መንነትና መርሓና

“ባህርያውን ንዋታዊን ቴክኖሎጂያዊን ፊናንስያዊን ካልእን ጸጋታት፡ ኣገዳሲ ተደላዪታት ልምዓት እዩ። ልዕሊ ኩሉ ግን ጸጋ ሰብ እዩ። ጸጋ-ሰብ ብዓይነት ሰብ፡ ሞያዊ ክእለትን ተሞኩሮን፡። ዓይነታዊን ሞያን ክእለትን ተሞኩሮን ግን፡ ዝኾነ ኣሃዝ ወይ ፍቕዲ ይሃልዎ፡ ኣራባሒ ረቛሒ ክህልዎ የድሊ። ተወፋይነት ዝሕመረቱ፡ ስስዐን ርእሰ ፍትወትን ወጊድ ዝበለ፡ ዘይሕለልን ተበላሓቲን ጸዓተኛ፡ ብጽፈት ዝተወደበ ጸጋ-ሰብ። ኬድና ኬድና ናብ መበቌል መንነትና ክንምለስ ኣሎና ማለት እዩ። መበቆል መንነትና ሰማእታትና ዘውረሱና ክብርታትን ባህልን።”

*ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ 20 ሰነ 2019*

ኤርትራውያን፡ ብኩምራ ብድሆታት ከይተሰነፍና፡ ንሰለስተ ርብዒ ዘመን ኣብ ልዕለና ዝተጻዕነ ውዲትን ተጻብኦን ዓበይቲ ሓይልታት ፈንጢስና ተዓዊትና ክንወጽእን ናብዚ ሓድሽ መድረኽ ክንበጽሕን፡ ኣምበይ ምበቕዐናን - ንኡ ዘብቅዕ ክብርታትን መንነትን እንተዘይህልወና። ብቐጻሊ ቅልውላዋት ኣብ ዝሕመስ ዘሎ ዞባ፡ ዝተኣማምን ውሽጣዊ ሰላም፡ ርግኣትን ሃገራዊ ውህደትን ዘለዎ ህዝቢን ሃገርን ክንከውን ዝበቓዕና’ውን ብቐንዱ ውጽኢት ናይዚ ክብርታትን መንነትን’ዚ እዩ።

እዚ ክብርታት’ዚን ኣብኡ ዝሰረተ መንነትን፡ ፍሉይ ትዕድልትና ኣይኮነን። እንታይ ድኣ፡ ኣብ ነዊሕን ዝተሓላለኸን መስርሕ ከቢድ ዋጋን ከፊልና ዝፈጠርናዮ እዩ። ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ሓደ ካብ መደረታቱ ከምዝገለጾ፡ “ባህሊ ኣብ ዝተወሳሰበ ስርዓተ ክብርታት (Value System) ዝንደቕ እዩ። ስርዓተ ክብርታት ከኣ፡ ኣብ ሓደ ህሞት ወይ እዋን፡ ብሃንደበት ወይ ብዕድል ዝፍጠር ዘይኮነ፡ ግዜ ኣብ ዝወስድ ከቢድ ቡዳዊ መስርሕ ዘውህለልን ዝዕቀብን ዝወራረስን እዩ።”

ሕብረተሰብ ህላወኡ ጥራይ ዘይኮነ፡ ምዕባለኡ እውን ኣብ ክብርታቱ’ዩ ዝምርኮስ። ባህጊ ምዕባለን ስልጣነን ኬሰምር ንስልጣነ ዝበቅዕ ክብርታት ክህልዎ ኣለዎ። ምኽንያቱ፡ ክብርታት፡ ጥሙር ራእይ ኣብ ምፍጣር፡ በዚ መገዲ’ዚ ድማ ሓባራዊ ዕላማን ምዕቡል ኣተሓሳስባን ኣብ ምህናጽ፡ ዓያይነትን መሣዘኑትን ኣብ ምድራኹ፡ ካብ ኩሎም ጸጋታት ንላዕሊ ዝዓበየ ግደ ዝጻወቱ ምዃኖም ናትናን ናይ ካልኦትን ታሪኽ ምስክር እዩ።

***

ኤርትራውያን፡ ድሕሪ ነዊሕ ናይ ኩናትን ተጻብኦን መዋእላት፡ ናብ ካልእ ዝተፈልየ ምዕራፍ ንሰጋገር ኣለና። እዚ ሓድሽ መድረኽ ክህልዎ ዝኽእል ብድሆታት ከም ናይ ትማሊ ብዓወት ክንሰግሮ ጥራይ ዘይኮነ፡ ዓቕርዎ ዘሎ ዕድላት ብኣድማዕነት ክንጥቀመሉ ኣብ እንሕተተሉ እዋን ኢና ዘለና። ነዚ ብኸመይ ክንፍጽሞ ንኽእል? በየናይ ጸጋታትን ዓቕሚን? መድረኻዊ ሕቶ እዩ።

ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣብ ናይ 20 ሰነ 2019 መደረኡ ዘዘኻኸሮ፡ ነዚ ክንሰግር ዝኽእል ሕጂ’ውን ሱቡን ክብርታቱን እዩ። ርግጽ’ዩ ካልኦት ጸጋታት እውን ተደለይቲ እዮም። ከይዱ ከይዱ ግን እቲ ዝድለ ዓይነታዊ ሰብ’ዩ። ስለዚ ድማ ኢና፡ ኑቲ ብኣዝዩ ድሩት ጸጋታት፡ ተኣምር ዝሰርሐ፡ መበቌል መንነትና ዝኾነ፡ ታሪኽ ባህልን ክብርታትን ተመሊስና ክንውከሰን ናብ መበቆል መንነትና ክንምለስን ዘድልየና።

“ናብ መበቆል መንነትና ክንምለስ” ክበሃል እንከሎ፡ ‘ደርቢናዮ ጸኒሕና’ ማለት ኣይኮነን። እቲ ክብርታት ምሳና ዘሎ እዩ። ንሱ’ዩ ናብዚ መድረኽ’ዚ ኣብጺሑና። ናብ መበቆል መንነትና ምምላስ ማለት እምበኣር፡ ኑቲ ኣብ ውሽጥና ዘሎ ባህልን ክብርታትን ዚያዳ ምሕሳኑ፡ ዳግም ምኹልዑ፡ ምጥንኻሩን ናብ ተረኽቡቲ ወለዶታት ምስግጋሩን ማለት እዩ። ኣብ ቅድመና ንዘሎ ብድሆታትን ዕድላትን ክንበቕዖ፡ ነዚ ክብርታትን መንነትን’ዚ ዝወረሱ እልፊ ኣእላፍ ጀጋኑ ናይ ምፍራይ ብቕዓት ክህልወና የድሊ። ኣብ ኩሉ ዓውድታት፡ ኣብ ትምህርቲ፡ ስራሕ፡ ስነምግባር ወዘተ.

**እቲ መበቌል መንነትና እንብሎ ወትሩ ክንውከሶ ዝግባእ ባህልን ክብርታትን ግን ብርግጽ እንታይ’ዩ?**

ብቐዳማይ ደረጃ ዝሰርዕ፡ መግለጺ መንነትናን ባህሊ ጀጋኑናን፡ ፍቕሪ ሃገር’ዩ። ቅድሚ ውልቃውነት፡ ረብሓ ሃገርን ህዝቢን ዘቐድም፡ ስስዐን ርእሰ ፍትወትን ዘይብሉ ንጹህ ፍቕሪ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ባርነት ደርብዩ ሰብኣዊ ክብረቱ ክጎናጸፍ ዝኸኣለ፡ ከምዚ ዓይነት ባህሊ ዘለዎም ኣእላፍ ጀጋኑ ከፍሪ ስለዝኸኣለ እዩ። ፍቕሪ ሃገር፡ ኣብ ቤት ነፍሲ ወከፍና ዝርከብ ዘሐብን ውርሻ ሰማእታትና’ዩ። ነዚ ክብሪ’ዚ ምዕቃብን ናብ ተካእቲ ወለዶታት ምስግጋርን ከኣ፡ ብቐዳምነት ናይታ ቀልዐ ኩስኩሳ እተዕቢ ስድራቤት ሪዚን ሓላፍነት እዩ። ድሕሪ

ስድራቤት፣ ነዚ ሓላፍነት እትስከም ቤት ትምህርቲ እያ። ድሕሪ ቤት ትምህርቲ ከኣ፣ ኣብያተ ስራሕን ትካላትን ሃገር። በዚ ጸጋ'ዚ ክብጻሕን ክግበርን ዘይክኣል ነገር ስለዘየለ፣ ኩሎም ትካላት ሕብረተሰብን መንግስቲን፣ እዚ ጸጋ'ዚ ክብታኡ ከይንኪ ወትሩ ልዑል ኣቓልቦ ሂቦም ክሰርሕሉ ዝግባእ እዩ። ብኸመይ?

"ሕማቕ ሓጺንን ሕማቕ ሱብን የልቦን" ፍሉጥ ጭርሖ ጅግኑና እዩ ነይሩ። ሱብ ምኹስኳሱ፣ ንንኣሽቱን ተኻእቲን ምትብባዑ፣ ሞራል ምሃብ፣ ኣብኡት ኳንካ ምምራሕን ምስትምሃርን፣ ፍልጡትካን ክእለትካን ምስግጋር፣ ፍቕሪ ሃገር እናተወራረሰ ክምዝኸይድ ዝገብር፣ እቲ ዝዓበየ ረቛሒ'ዩ። ዝሓለፈ ቡዳሂ ግዜ ዝሰገረ፣ በዚ መገዲ'ዚ ዝተኸሰኩሰ ውፉይ ሱብ እዩ። ጉዕዞ ስልጡናት ዝበሃሉ ሕብረተሰባት እንተተወከስና እውን፣ ብድሕሪ'ቲ ኩሉ ኣደናቒ ገስጋስ ዘሎ፣ ጸጋ ሱብ ምዃኑ ኢና እንርዳእ። ውሱን ባህርያዊ ሃብቲ ከለወን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ዝበጽሓ ሃገራት ናይዚ ኣብኡት እየን።

ስለዚ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ፣ ሱብ ናይ ምኹስኳስ ባህሊ ሰማእታትና ወሪስና፣ ዝያዳ ኹሉ ብዕድመ ንዝንኣሱ ተረኩቡቲ ሃገር ዜጋታት እናሓብሓብና ተሞኩሮና እናኞቀሰምና፣ ዝያዳና ንኽምዕብሉን ንኽውንጨፉን ክንድርኾም የድሊ። መንቲግ ብመጠን ምጉባጡ እዩ ቀስቲ ኣርሒቑ ዝውርውር። ሕብረተሰብ ድማ ብመጠን'ቲ ንንኣሽቱ ኣባላቱ ኣብ ምኹስኳስን ምትብባዕን ዝደኸሞ እዩ ምዕባለኡ ዝውንጨፍ።

ሰማእታትና፣ ንኹሉ ከፋፋሊ ትሕተ ሃገራዊ ስምዒታትን ተግባራትን ወጊድ ኢሎም፣ ንመላእ ህዝቢ ኣብ ሓደ ዕላማ ኣሰሚሮም፣ ንማሕበራዊ ስኒትን ጥምረትን ብምሉእ ዓቕሞም ስለዝሰርሑ እዮም ናጻ ሃገር ከረክቡና በቒዖም። ስእኑት ሃገራዊ ስኒት ክሳብ ክንደይ ዕንወት ምዃኑ ድማ፣ ተሞኩሮ ብዙሓት ህዝብታት ክነግረና ይኽእል እዩ። ስለዚ ንሓድነት ዘናኽሙ ዝምባለታትን ኣተሓሳስባታትን ወጊድ ኢልካ፣ ኩሉ መልክዓት ኣድልዎ ብምንጻግ፣ ሃገራዊ ስኒት ወትሩ ከም ብሌን ዓይንና ክንሕልዎ ዘለና ባህሊ ሰማእታትናን መበቆል መንነትናን እዩ።

ፍትሒ ጠማሪ ሕብረተሰብ እዩ። ፍትሒን ማዕርነትን ምስዝጥሓስ፣ ጥምረት ይዘልቕ እዩ። ኣብቲ መበቆል መንነትና ዝኾነ ባህሊ ሰማእታትና፣ ሓላፍነት ዝስከም ዜጋ፣ ኣገልጋሊ ፍትሒን ሓቂን ማዕርነትን እዩ። ፍትሒን ማዕርነትን ድም እዩ፣ እምነት ተቓላሳይ ሱብ ኣሐይሉ፣ ንሃገሩን ህዝቡን ልዕሊ ኑብሱ ክምዘፍቅር ዝግበር። ፍትሒ እንተዘየልዩ፣ ምርግጋእ ይኹን ብልጽግና ፍጹም ክሕሱብ ዘይክእል ምዃኑ ብምግንዛብ ከኣ፣ ጸር ውጽዓት ዘቃልል፣ ንዓታቶም ዝዓበየ ዕድል ዝሁብ፣ ንጽግማት ዝሕግዝ፣ ውልቃውነት፣ ኑብሰይ ይጥዓመኒ፣ ብልሸውናን ግዕዝይናን ዘይቅበል ኣከይዳና ዓቂብና ክንቅጽል የድሊ።

ፍቕሪ ስራሕን ትምህርቲን መሃዝነትን፣ ሰማእታትና ዝወረሱና ካልእ ብሉጽ ክብሪ'ዩ። ትምህርቲ ብቕዓትካ ኣሐይሉ ዓቕምኻ ብዕጽፊታት ኣራብሑ፣ ኣድማዕነትካ ዘሐይል ብምዃኑ ድማ፣ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ፣ ኣብ ትምህርቲን ምምዕባል ክእለትን ዝዓበየ ኣቓልቦ ክንጉብር የድልየና። ካብ ብቓላት ብስራሕን ግብራዊ ውጽኢትን ምዝራብ ክንፈቱ ኣለና። ንስራሕ ዝተዓደለ ኣእምሮ ብዘይካ ክጉብር'የ ምባልን ብሉጽ ሕልምታት ምሕላምን ካልእ ስለዘይሓስብ ከኣ፣ ኣብ ሃለውለውን ቤላ-ቤለውን ዝጠፍእ ግዜ ኣይህልወናን። ሰማእታትና ሳላ'ዚ ብሉጽ ባህሊ'ዚ፣ ብሰንፈላል ዝሓልፍ ግዜ ኣይነበሮምን። ከምኡ ስለዝነበሩ እዮም፣ ኣብታ ሓጺር ዕምሮም፣ ብዙሕ ዓሚሞም፣ ብዙሕ ኣፍርዮም፣ ነባሪ ሓወልቲ ተኺሎም። እዚ ባህሊ'ዚ ሎሚ ዝያዳ ኹሉ ዝጥለብ እዩ።

ብኣተሓሳስባ ይኹን ብግብሪ ኣብ ገዛእ ርእስኻ ምትእምማን ካልእ ዝወረስናዮ ኣገዳሲ ክብሪ እዩ። ኣብ ፖሊቲካ፣ ካብ ዝኾነ ትንታኔታትን ፍልስፍናታትን ንላዕሊ ንሃገራዊ ዕላማ ምቕዳም፣ ኣብ ቁጠባ፣ ኣብ ውሽጣዊ ዓቕምታትካ ምምርኳስን ንዕኡ ምምዕባልን፣ ኣብ ባህሊ ንገዛእ ባህላዊ ውርሻታትካ ምድንቓ፣ ዘሐብን ክብርና እዩ። ካብ ካልእ ድሕነትን መዋጽኦን ከይተጸበና፣ ጸገማትና ብጻዕርናን መሃዝነትናን እናፈታሕና ክሳብ ኣብዚ ዝመረሽና በዚ ባህሊ'ዚ ኢና። እዚ ክቡር ውርሻ'ዚ፣ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ እውን ቀንዲ ተደላዪ እዩ። ናይ ወጻኢ ወፍሪን ደገፍን ዘድልየና እውን እንተኾነ፣ ብቐዳምነት ኣብ ክእለትናን ክኢላታትናን ክንተኣማመን፣ ክእለት ዜጋታትና ንምምዕባል ቀዳምነት ሂብና ክንሰርሕ፣ ንስርሖምን ኣበርክቶኦምን ከነድንቖን ከነተባብዕን የድሊ።

***



## ልምዓት

# መድረኻዊ ቀዳምነታት ልምዓት

ጉዕዞ ስልጣንን ማሕበራዊ ለውጢን ምስ ምሕኩር ሰንሰለታዊ ኣኽራናት ኣመሳሲልካ ክግለጽ ይከኣል'ዩ። ሓደ ነዊሕ ኮይኑ ክስምዓካ ዝጸንሐ ጉቡ ምስ ደየብካዮ፡ ካልእ ካብኡ ዝበርኽ ጎቦ ኣብ ቅድመኻ ተገቲሩ ትርኢ'ሞ፡ እቲ ብዙሕ ሃለኽካ ዝሓኸርካዮ ጎቦ ኣዝዩ ንእሽቶ ኮይኑ ይስምዓካ። ዕማም ልምዓትን ህንጻት ሃገርን እውን ከምኡ እዩ። ካብ ባዶ ኣቓልካ፡ ቀሊል ዘይኮነ ጉስጓስ ተመዝጊብ'ሞ፡ ኣብ ቅድመኻ ተገቲሩ ዝጸንሐ ካልእ ግዚፍ ዕማም ብምርኣይ፡ ዝሰገምካ ኮይኑ ኣይስምዓካን።

ኣብ ዝሓለፈ መድረኻት፡ ምስናይ ከቢድ ተጻብኦታት፡ ጎደኒ ጎደኒ መኸተ፡ ከሰላስሎ ዝጸናሕና ልምዓታዊ ስርሓት ውሑድ ኣይኮነን። እንተኾነ፡ ምስቲ ገና ዝጸበየና ዘሎ ግዚፍ ዕማም ብምንጽጻር፡ ዋላ'ንቲ ዘይገበርና ኮይኑ ክስምዓና ይኽእል እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ብመንጽር ጥሙሕና ራእይናን እቲ ክሳብ ሕጂ ዝተሰርሐ ዓቢ'ዩ ክበሃል ኣይከኣልን። ብፍላይ ኣብዚ ሕጂ እዋን፡ ምስቲ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃን ከባቢኡን ክፍጠር ዝኽእል ሰፊሕ ቁጠባዊን ልምዓታዊን ዕድላት፡ እቲ ክንፍጽሞ ዘለና ዘቤታዊ ዕማም ክሳብ ክንደይ ዓቢ ምዃኑ ንምግማቱ ኣየጸግምን። ርሑቕ ብምጥማት ከንሰላስሎ ዘለና ዓቢ ዕዮ-ገዛ ኣሎ። ዓቕምናን ክውንነትን ናቱ ደረት ስለዘለዎ ግዱ እቲ ክፍጸም ዘለዎ ዕዮታት፡ ሕጂ እውን ከም ምሕኩር እምባ ደረጃ ብደረጃ፡ ቀዳምነታት እናሰራዕካ እዩ። ብበትረ-መሴ ንእሉቱ ዝፍጸም ነገር የለን።

ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ናይ በዓል ናጽነት መደረኡ፡ ዝ. ተኸሲቱ ዘሎ ሓደሽ ኩነታትን ዘቤታዊ ክውንነትን ኣብ ግምት ብምእታው፡ ናይዚ ዓመት'ዚን ክንዮኡን ቀዳምነታት መደባት ልምዓት፡ ብኸምዚ ዝስዕብ ነጥቢ ብነጥቢ ኣሕጺሩ ገሊጽዎ ኣሎ፦

1. ብምዕቡል ሜላን ቴክኖሎጂን ተደጊፉ ንዘስተ፡ ንጽርየት፡ ንሕርሻን ኢንዱስትሪን ዝውዕል ዘተኣማምን ቀረብ ማይ ምርግጋጽ፣

2. ብቐዓት ትግባረ ብዓይነትን ቅልጣፈን ንምውርጻጽ፣ መርበብ ጽርግያታት፡ ባቡርን መገዲ ገመድን ኣብ ሰለስተ መድረኻት ማለት፡ ዝጸንሐ ምህዳሱ፡ ንዚዩዳ ስሉጥነትን ምምሕያሹ፡ ከምኡ ድማ ምህናጽ ሓደስቲ ከፉፊልካ ምትግባር፣

3. ኣብ ወደባትን ገማግም ባሕርን ትግባረኦም ተኾሊፉ ዝጸንሐ ፕሮጀክትታት ኣብራብርካ፡ ብዝተመሓየሸ ውጥና፡ ኣብ ወሻጢ. ግዚፍ ሸርክነታዊ ምትሕግጋዝ ኣወሃሂድካ ምዕያይ፣

4. ምምንጫው ጸዓትን ኣገልግሎታት ኤለክትሪክን ብዝምልከት፡ ኑቲ ናብ ዕንወት ተገምጊሙ ዘሎ ዘይእሙን ስርዓት፡ ናብ መጽንሒ. መድረኽ ኣሳጊርካ፡ ሰፊሕን ተዓላይነት ብዘይ ስክፍታ ዘማዕበን ስርዓት ወጢንካ ምትግባር፣

5. ብቑዕ፡ ስሉጥን ዘመናዊን ዘቤታዊ መጓዓዝያ ዘርጊሕካ፡ ብዝተመሓየሸ ውጥን ምስ ዞባዊ መርበባት ምትእስሳሩ፣

6. ክጕሉና ዝጸንሐ ህንጻት መንበሪ ኣባይቲ፡ ብዝተሓደሰ ውጥናትን ዝሓሸ ቴክኖሎጂን ብቐዓትን ደሪዕካ ትግባረኡ ምቅልጣፍ፣

7. ኣገልግሎት ትምህርቲን ጥዕናን እንዝርግሓሉ ትሕተ-ቅርጺ. ኣመሓይሽካ፡ ዲናሞ ልምዓትን ህንጻትን ሃገርና ንዝኾኑ ጸጋ ሰብና ንምንታልባት ዘኽእል ኩሉ ጎደናዊ ወፍሪ ምቅዳም፣

8. ጽሬታዊን ኢንዱስትሪያውን ዕቤት ንምቅልጣፍ፡ ፕሮግራም ብፕሮግራም፡ ዋኒን ብዋኒን ምስ ዝቀየድ ጓሕጓሒ. ክሉሱ ዝተመሓየሸ መርሓ ጎደና ወፍሪ ኣርቂቕካ ምትግባር፣

9. ጽርየትን ወጽኢታውነትን ንምርግጋጽ፡ ዘይሰልከ. ኩናት ኣንጻር ብኩላን ምውቕቓዕን ምሕያል፣

10. ዞባዊ ሽርክነትን ርግኣትን ንዘቤታዊ ልምዓታዊ መደባት ጥጡሕ ናይ ምክዕባርን ሓቀኛ ሽርክነትን ሃዋህው ምፍጣር፣

11. ናይ ኣፈጻጽማ ኣድማዕነት ንምርግጋጽ፡ ኣብ ኩሉ ግንባራት መኸተ ልምዓት ዘሎ መሓዝም ምሕዋሳ፡ ብፍላይ ምስቲ ኣብ ወጻኢ. ዝነበሩ ዜጋታትና ዝገበርዎ ወሳ. ኣበርክቶ ዝመጣጠን ፕሮግራማትን መዋቕርን ናይ ምምሕያሽ ማስርሕ ምቅልጣፍ፣

እዚ ቀዳምነት ተዋሂቡዎ ዘሎ መደባት'ዚ፡ ዝጠዘሕ መቐጸልታ ኣብ ማስርሕ ዝጸንሐ ወይ ድማ ብዝተፈላለየ ምኽንያታት ተኹሊፉ ዝጸንሐ ፕሮጀክትታት እዩ። ብደረጃ ሃገር ማይ ናይ ምኽዛን ዓቕሚ ንምዕባይ፡ ዓበይቲን መጠነ ንኡሳን ፕሮጀክትታት ክትግበሩ ጀሚሮም እዮም። ህንጻት ዲጋታት፡ ገርሰት፡ ፋንኮ፡ ከርከበት፡ ጠቐራ፡ ገርገራ፡ ጋሕቴላይ፡ ከምኡ'ውን ኣብ ከባቢኡ ክህሉ ዝጸንሑ ማእከሎትን መጠነ ንኡሳን ትሕተ-ቅርጺታት ክዘና ማይ ውሑዳት ኣይኮኑን። እንተኾነ፡ ኣብ ሕርሻዊን ኢንዱስትሪያውን ዘቤታዊን ኣገልግሎት ወዲሉም ተጨባጢ. ውጽኢት ክርከቦም፡ ተወሳኺ. ትሕተ-ቅርጻዊ ስርሓትን ቴክኖሎጂያዊ እታውን የድልዮም። ምስዚ. ኣቲናዮ ዘለና ሓደሽ መድረኽ ድማ፡ እዚ. ዕማም'ዚ. ቀዳምነት ተዋሂቡዎ ክቅላጠፍ ዘለዎ እዩ። ምኽንያቱ ማይ ከይሓዘኻ፡ ካልእ ልምዓታዊ ፕሮግራማት ክተተግብር ስለዘጸግም።

ኩሉ ከባቢታት ሃገር፡ ብመርበብ ጽርግያታት ንኽራኸብ ዛጊት ዝተሰላሰለ ስራሕ እውን ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን። ሎሚ ኣብ ኤርትራ ዋላ ኣብቲ ርሑቕ ከባቢታት ጽርግያ ዘይኣተዎ ዓዲ ኣሎ ክበሃል ኣይከኣልን። ጽርግያ ግን ብቐዓቱ ይፈላለ'ዩ። ዘለና ጽርግያታት ዓይነቱ ከምቲ ዝድለ ኣይኮነን። ስለዚ፡ ኩሉ ጽርግያታት ወሸጢ ሃገር ተመሓይሹ፡ ኣብ ዝኾነ ወቕቲ ኣብ ዘየሰክፍ ደረጃ ክበጽሕ ክኽእል ኣለዎ። ብፍላይ ምስዚ ሓደሽ መድረኽ ድማ፡ ዶብዘሰገር ስትራተጂያውያን ጽርግያታት ፍሉይ ጠመተ ተዋሂብዎ ብቐዓቱ ክብ ምባል፡ ብህጹጽ ክሰለጥ ዘለዎ ዕማም እዩ።

ምስቲ ዝሓለፍናዮ፡ ናይ ተጻብኦን ኩናትን ሃዋህው፡ ኣብ ወደባትን ገማግም ባሕርን ክፍታተን ዝጸንሐ ፕሮጀክትታት ልምዓት ነይሩ እኳ እንተኾነ፡ ከምቲ ዝድለ ኣይሰጎመን። ክንዲ ዝኾነ ኣብ ጽላት'ዚ፡ ምስቲ ክመጽእ ዝኽእል ገዚፍ ሸርክነታዊ ምትሕግጋዝ ብምውህሃድ፡ ትግበረኦም ተኻሊፉ ዝጸንሐ ፕሮጀክትታት ኣበራብርካ፡ ኣብ ጥቕሚ ሃገርን ህዝብን ምውዓልን እዚ ጽላት'ዚ ኣብ ዕበየት ቁጠባ ናቱ እጃም ዘበርክተሉ ኩነት ምፍጣርን የድሊ።

ጸዓትን ኣገልግሎት ኤለክትሪክን፡ ኣብ ዕማም ህንጸት ሃገር ኣዝዩ ተደላዪ እዩ። ብርዱእ ምኽንያት ኣብዚ ጽላት'ዚ ዝጸንሐ ዓቕሚ ድሩት እዩ። ስለዚ ድማ፡ ምስ ሓደሽ መድረኽ ክኸይድ ዝኽእል ልዑል ዓቕሚ ንምድላብ፡ ንኹሉ ጠለባት ብዘይ ስክፍታ ዘማልእ ስርዓተ ጸዓትን ኤለትሪክን ምውዳድ፡ ካብ ቀንዲ ቀዳምነታት ናይዚ መድረኽ'ዚ እዩ።

ምስዚ ቀዳምነታት'ዚ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ ካልእ ኣገዳሲ ዕማም፡ ምምላእ ጠለብ ኣባይቲ ንመንበሪን መስርሕን እዩ። ከምዝፍለጥ ብሰንኪ ድሩትነትን ጸገማትን ካልእ ቀዳምነታትን፡ ትግበረ ህንጸት ኣባይቲ ገና ብስፍሓት ኣይተበገሰን። ገለ ዝተበገሱ ፕሮጀክትታት እንተነይሩ እውን፡ ትግበረኦ ክጐላለፍ'ዩ ጸኒሑ። ኣብዚ እንኣትዎ ዘለና ሓደሽ መድረኽ ጠለባት ኣባይቲ ብዝዕግብ ንምምላሽ እምበኣር፡ ብዝተሓደሰ ውጥናትን ዝሓሸ ቴክኖሎጂን ብቐዓትን ህንጸት ኣባይቲ ካብቲ ክቕላጠፍ ዘለዎ ቀዳምነታት መደባት ልምዓት እዩ።

ብወድዓውነት እንተተመልኪትና፡ ዛጊት ብዝሰላሰልናዮ ስርሓት፡ ኩናትን ተፈጥሮኣዊ ጸገማትን ዘውረዶ ኣከባብያዊ ዕንወት ብምጥጣሕ ብምፍዋስ፡ ማይ ናይ ምውህላል ዓቕሚ ደሊብና፡ ኣብ ብዙሓት ከባቢታት ሃገር፡ ሕርሻዊ ጸጋታት ንምምዝማዝ ዘኽእል መሰረታዊ ትሕተ-ቅርጺ ከዋድድ በቒዕና ኢና። ምስዚ ተኣሳሲሩ፡ ሕርሻዊ ፍርያት ዝምስርሕ ኮታ እታው ንምትካእን ንሰደድ ዝቐንዐን ኢንዱስትሪያዊ ፍርያት ምምዕባል፡ ኣብ ዕበየት ቁጠባ ዝህልዎ ግደ ቀሊል ስለዘይኮነ፡ እዚ እውን ካብ ቀዳምነታት ናይዚ መድረኽ'ዚ ዕዮታት እዩ።



ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ሃገር፡ ኣገልግሎት መጓዓዝያን መራኸቢታትን ብምዕሩይነት ንምርግጋጽ ዛጊት ዝተኻየደ ስርሓት እውን እኹል ኣይኮነን። ስለዚ ምስዚ ሓደሽ መድረኽ፡ ብቑዕ ስሉጥ፡ ዘመናዊ ኣገልግሎት መጓዓዝያ ሰብን ንብረትን (ናይ ምድሪ፡ ባሕርን ኣየርን) ኣማዕቢልካ፡ ምስ ዞባዊ መርበባት ንምትእስሳሩ ምግዳይ ዘድልዩ እዩ።

ከምዝፍለጥ ኣብ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት፡ ኣውራ ኣብ ኣገልግሎት ትምህርትን ጥዕናን ድሓን ሰጕምና ኢና። ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ዝተገበረ ወፍሪን ብኣኡ መጠን ዝሰልጠነ ዘሎ ሞያዊ ዓቕሚ መንእሰያትን ከኣ ቀሊል ኣይኮነን። ይኹን'ምበር ሰፊሕቲ መደባት ልምዓት ንምትግባር ዝጠልብ ዓቕሚን ደረጃ ብቕዓትን ኣለና ክንብል ኣይንኽእልን። ምስዚ እንኣትዎ ዘለና ሓደሽ መድረኽ እምበኣር፡ ትሕተ-ቅርጺን ብቕዓት ኣገልግሎትን ናይዞም ጽላታት'ዚኣቶም ዝያዳ ብምምሕያሽ ኑቲ ኣብ ህንጸት ሃገር ዝያዳ ኩሉ እንተኣማመሎ ጸጋ ሰብና ምግልባት ብተዓጻጻፊ ክስርሓሉ ዘለዎ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ንናጽነትን ልኡላውነትን ሃገር ከቢድ ዋጋ ዝኸፈሉ፡ ኣብ ትሕቲ ውሑስ ሰላም፡ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ ካብ ስእነትን ድሕረትን ተገላጊሉ፡ ናይ ብሓቂ ንሱብ ዝበቅዕ ስልጡን ህይወት ዝመርሓሉ፡ መጻኢቲ ወለዶታት ድማ ዝሓሸን ዝማዕበለን ህይወት ዘስተማቕርሉ ኩነት ንምፍጣር እዩ። እዚ ራኢይ'ዚ ክሰምር፡ ዘቤታዊ ሰላምን ጸጥታን ኣገዳሲ ወሳኒ እዩ። ኣብ ዝሓለፈ መድረኻት፡ እቲ ቀንዲ ዕማምና ምውሓስ ልኡላውነትን ሰላምን እዩ ነይሩ። ተዓዊትና ብምውጻእ ከኣ፡ ናብ ሓደሽ ሃዋህው ኣብ ምስግጋር ንርከብ። ስለዚ ጎድኒ ጎድኒ ዘቤታዊ ስራሕ፡ ብዙሓ ደረጃ ተፈጢሩ ዝዘሎ ተስፋ ሰላምን ምትሕብባርን ብምድልዳል፡ ኣብ ረቡሓናን ረቡሓ መሻርኽትናን ንምውዓል ብተጉዳስነት ክንሰርሓሉ ዘለና እቲ ካልእ ቀዳምነት ናይዚ መድረኽ'ዚ እዩ።

ኣብ መወዳእታ፡ ህዝቢ ኤርትራ ዝተቓለሰሉ ዕላማ "ማሕበራዊ ፍትሒ" ምዃኑ ኣብ ዝኾነ እዋን ክዘንጋዕ የብሉን። ቀንዲ መሰረት ፍትሓዊ ፖለቲካዊ ስርዓት ከኣ፡ ብዘይ ኣፈላላይ ንዜጋታት ምዕሩይ ቁጠባውን ማሕበራውን ዕድላት ምፍጣር እዩ። እዚ ዕላማ'ዚ እምበኣር፡ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ ሰሪጹ፡ ከም ብሌን ዓይኒ ክሕሎ ዘለዎ እዩ። ጽሬት መስመርን ዝጸንሐ ክብርታትን ዘዕቱ፡ ስስዐን ውልቃውነትን ብጽኑዕ ምውቕቓዕን ካልእ ግዕዝያትን እናተቓለስካ ኑቲ ዓቢ ዕላማ ምጭባጥ ናይ ኩሉ ዜጋ፡ ኣውራ ድማ ናይ ተረካቢት ሃገር መንእሰያት ሓላፍነት ክኸውን ይግባእ።

# መደባት ሃገራዊ ልምዓት

## ብሓላፊ ማእከል ካርታን ሓበሬታን
### ሌ/ኮ ጆሜትራ ጌታቸው መርሃጽዮን



“ሓበሬታ መደባት ሃገራዊ ልምዓት” ኣብ ዝብል ኣርእስቲ፡ ብሓላፊ ማእከል ካርታን ሓበሬታን ኣብ ቤት ጽሕፈት ፕረዚደንት ሌ/ኮ ጆሜትራ ጌታቸው መርሃጽዮን ዉዕዉዕ ሓባራዊ ዘተ ተኻይዱ ነይሩ። እቲ ብርክት ዝበሉ ሰራሕተኛታት መንእሰያትን ዕዱማት ኣጋይሽን ዝተረኽብሉ፡ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጁንየር ክሉብ) ዝተኻየደ ዘተ፡ ብመንግስቲ ተታሒዞም ዘለዉ ዓበይቲ መደባት ልምዓት ዝሓቑፈ'ዩ ነይሩ። ትሕዝቶ ናይ'ቲ ዘተ፡ መጽሔት መንእሰይ ምስ ጆሜትራ ጌታቸው ቃለመጠይቕ ብምክያድ፡ ንንባብ ብዝጥዕም ኣቕሪባቶ ኣላ። ኣብ'ዚ ዝቐረበ ሓበሬታ ዝህልወኩም ርእይቶን ሓሳባትን መጽሔት መንእሰይ ክተኣንግዶ ድሉውቲ ኣላ።

### ሌላ ምስ ማእከል ካርታን ሓበሬታን

ማእከል ካርታን ሓበሬታን ኤርትራ (EMIC) ኣብ 2006 ኣብ ከተማ ምጽዋዕ ተመስሪቱ። ዕላማ ምስረትኡ ድማ ንጹር'ዩ፤ እዚ ማእከል እዚ ኣብ ምሉእ ሃገር ብዝበመንገዱ ፋሕ ኢሉ ክኸይድ ዝጸንሐ ሓበሬታ ከም ዝእከበን ኣብ ሓደ ማእከል ከምዝጥርነፍን ገይሩ፡ ብድሕሪኡ ሓበሬታ መስርሕኻ ኣብ ካርታ ኣሰፊርካ ንውሳኔ ናብ ዝምልከቶ ኣካላት ብምቕራብ ጽፉፍ፡ ብውጥን ዝምራሕ መደባት ንምትግባርን'ዩ ።

ኣብዚ ጥራይ ከይተወሰኑ ሓበሬታ ንትምህርታዊ ኣገልግሎት፡ ንመጽናዕታዊ ጽሑፋት ከምዝሕግዙ ንምግባር ብምእኩል መንገዲ ዝቐርቡ እውን ማእከልና ይተሓጋገዝ።

### ሓበሬታ ክበሃል ከሎ እንታይ'ዩ?

ሓበሬታ ቅድሚ ዝኾነ ካልእ “እዋናዊ፡ ተሓታትነት ዘለዎ፡ ቅኑዕ” ሓበሬታ ክኸውን ይግባእ። ምኽንያቱ ሓበሬታ ሓይሊ ስለዝኾነ።

ሓበሬታ በዚ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ምስ ተኣከበ ከከም ኣድላይነቱ ይምስራሕ። ንውሳኔ ቅኑዕ ሓበሬታ ድማ ይቐርብ። በዚ ድማ ጽፉፍ መደብ ይሰኣል። ወጽኢቱ ድማ ብእወንታ ይግምገም። በዚ ድማ ሓበሬታ ሓይሊ ይኸውን።

ሓበሬታ ኣብ ዝምልከቶ ኣካል ክበጽሕ ከሎ ሓይሊ ይኸውን'ዩ። ንድኽመትካን ጥንካረካን ዝምርምር ሓበሬታኻ ክረኽብ ከሎ ድማ ዕንወት ይኸውን። ስለዚ ሓበሬታ ኣብ ኣጠቓቕምኡን ኣተሓሕዛኡን ጥንቃቐ ዝሓትት ምዃኑ ምስትብሃል የድልዩ። ማእከልና ንሓበሬታ ብኽልተ መንገዲ ይእከቦ–

- ቀዳማይ ኣገባብ ምስ ጂኦግራፍያዊ ጥቕሲ ካርታ ዝተኣሳሰር (X.Y.Z) ኢልና ንጽውዖ ስፓሻል ዳታ (Spatial Data)፤ እቲ ካልኣይ ድማ ስፓሻል ዘይኮነ (Non Spatial Data) ማለት፡ ሓገዛዊ ሓበሬታ ቁጽሪ ህዝቢ፡ ዕድሜ፡ ጾታ… ወዘተ. ሓበሬታታት ብምእካብ ብምውሳብ ጽፉፍ ንውሳነ ዝሕግዝ ሓበሬታ ይቐርብ።









## ሓበሬታ ብኸመይ ይእከብ?

ኣብ መሬት ዝግበር ቅየሳን ኮለላን፡ ናይ መሬት ቅየሳ (Ground Survey)፡ ብኮኣራት ብምብራር ወይ ሰብ ኣልቦ ነፋሪት ብምጥቃም (Aerial Survey)፡ ፍሉይን ናይ መሬት ቅየሳ ኣብ ውሽጢ 1 ት/ሜትሮ 50 ሽሕ ነጥብታት ዝእክብ ቅየሳዊ መሳርሒ (Hign Definition Survey) ተባዚሉ ዝጽዋዕ፡ ንኣገዳሲ ብጥንቃቐ ክተሓዙ ዝድለዩ ቅየሳታት፡ Art-Deco ኣባይቲ፡ ኣርክዮሎጂያዊ ርኽበታት፡ ዓበይቲ ትካላት፡ ሓበሬታ ዝእከበሉ ኣገባብ ኮይኑ፡ ብዝተወሳኺ ኣብ ባሕሪ ምስራሕ ወደባት (Ports)፡ መጸግዒ ጀላቡ (Jetty) ንምህናጽ፡ ናይ ባሕሪ ቅየሳ (Bathymetric Survey)፡ ብሳተላይት ዝእከብ ሓበሬታ ካብ ኣዝዩ ርሑቕ ጌርካ ዝሰርሕ (Remote Sensing)፡ ኣብ ትሕቲ ምድሪ ዘርከብ ስርዓተ ኣኻውሕ ትረትን ፍኹስትን፡ ዕምቆትን ቅርበትን፡ ነቓዒትን ህላወ ማይን . . . ወዘተ. ዘጽንዕ፡ ዝድህሰስ መሳርሒ ናይ ጂኦፊዚክስ (Geophysics Instrument)፡ ናይ ኩነታት ኣየርን ጠልን ራህድን፡ ኣንፈት ንፋሳትን ሓይሉን፡ ጨረርታን ሓይሉን፡ ዝናብን ብዝሑን ዝከታተል ናይ ሜትሮሎጂ መሳርሒታት ዕጥቂ ብምግባር፡ ካልኦት ኣገባባት ድማ ብመሕተት፡ ብኣካል ብምዕዛብ፡ ስታቲስቲካዊ (Statistical) ምሉእ ሓበሬታ ይእከብ፡ ይምስረሓ ንዝምልከቶ ድማ ንውሳኔን ንኣፍልጦን ንሓበሬታ ይቐርብ፡፡

## ጂኦግራፍያዊ ስርዓተ ሓበሬታ

(Geographic Information System G.I.S)

እዚ ስርዓተ ሓበሬታ እዚ ንስፍልጡተኛታት ዝግበር መጽናዕቲ (Scientist)፡ ንኸኢላታት (Technologists) ወይ ተመሳሰልቲ ሰብ ሞያ፡ ኣብ ምህናጽ፡ ጽገና፡ ምልዋጥ (Modifying)፡ ጂኦግራፍያዊ ስርዓተ ሓበሬታ (G.I.S)፡ ዳታ በይዝ (Data Base) ብምጥቃም ዝተዋህቦም ዕማም ክዓሙ ይኽእሉ፡፡ ካብ'ዚ ሓሊፉ ኣብ ላዕሊ ከምዝተጠቐሰ፡ ጂኦግራፍያዊ ጥቕሲ ካርታ (x.y.z) ከምኡ ብኻልእ ኣገባብ ዝእከቡ ሓበሬታታት ከከም ኣድላይነቱ ጂኦግራፍያዊ ካርታ ንውሓይዝ፡ እምባታት፡ ጎላጉል፡ ሓጽብታት፡ ራህያታት፡ ጸርግያታት፡ ዓድታት ኮታ ውዕሉ፡ ኣብ ኩሉ ጂኦግራፍያዊ ሓበሬታ ምድላው ይከኣል፡፡

- ፖለቲካዊ ካርታ፡ ምስ ምምሕዳራዊ ጠቐስ ዘገልግሉ ካርታ
- ጂኦሎጂካዊ ካርታ፡ ዓይነት ኣኻውሕን ዝርግሐኦምን ዘገልጽ ካርታ
- ናይ ሓመድ ካርታ (Soil Distribution Map)
- ናይ ክቡራት ጸጋታት፡ መዓድናት ካርታ
- ናይ ዝናብ ዝርግሐን ብዝሕን ካርታ... ወዘተ

ካርታታት ክዳለዉ በዚ ድማ ኩሉ ዝምልከቶ ከከም ኣገዳስነቱ ክግልገሉ ይኽእል፡፡ በዚ ድማ ማእከል ካርታን ሓበሬታን ኤርትራ ንኹሉ ሓበሬታታት G.I.S ኣብ ሸዱሽተ ዲስኪታት ማለት ንፍሲ.ወከፍ ዞባ ሓደ ዲስክ ብምምዛኑ፡ ምስ ንነፍሲ.ወከፍ ዲስክ ድማ ኣብ ቁጠባ ዘማሕድራ ሚኒስትሪታት፡ ኣብ ማሕበራዊ መዳይ ዘማሓድሩ፡ ኣብ ልምዓታዊ መዳይ ዘማሕድራን ማሕበራትን ምስ ዝምልከተን ዲስክ ብምዝማድ ሓበሬታ ከምዝእከብን ከምዝወሃብን ብምግባር ስርሑ የጣጥፍ፡፡

ኣብ'ዚ ዝተኣከበ ሓበሬታታት ምርኩስ ብምግባር ልምዓታዊ መደባት ይሰኣሉ፡፡ ኣብ ህንጻታት፡ ዲጋታት፡ ጽርግያታት፡ ሕርሻ... ወዘተ ድማ ምስ ማእከል ካርታን ሓበሬታን ኤርትራ (EMIC) ዝጥርነፍ ጀደክ፡ ከምኡ'ውን ኣብ ጽላል ቤት ጽሕፈት ዝመሓደር ሓይሊ ዕማም መሃንድሳዊ ደገፍ (Engineering Support Task Forc) ዝበሃል ብምትሕብባር፡ ስትራተጂያውያን ንድፍታት፡ ሓጽብታት፡ ሕርሻታት፡








ጽርግያታት፣ ቢንቶታትን ካልእን ከም'ኡ'ውን ናይ ኢንጂነሪንግ ምኽሪ (Consulting) እውን ክወሃብ ጸኒሑ፡፡

ማእከል ካርታን ሓበሬታን ኤርትራ (EMIC) ዝጠዘለ ስርሑ ዲጂታል ስራሕ ዝጥቀም ምኻኑ፡ ሓበሬታታት ብግቡእ ክተሓዙን ክእለዩን እንተዘይክኣሎም የዕወቲ ክኾኑ ስለ ዘኽእሉ፡ ግቡእ ዲጂታላዊ ምሕደራ (System Administrator) ብምግባር ውሕስነት ዳታ (Data Security) ጌሩ ይመሓደር፡፡

## ዓቐሚ ሰብን ተሳታፍነት መንእሰያትን ኣብ'ዚ ማእከል

330 ዝኾኑ ኣባላት ኣለዉና፡፡ ንገለ ዝተማህሩን ዝተሞኮሩን ሰብ ማእከላይ ዕድመ ገዲፍካ፡ ዝተረፈ ኣባል ኩሉ መንእሰይ`ዩ፡፡ ኣብ ቅዋሳ፡ ጂኣይኤስ፡ ምምዝጋብ ሓበሬታን ወዘተን ኣባላትን ክኢላታትን ኣለዉና፡፡ ኣብ ትካልና ጉዳይ ጾታ`ውን ዳርጋ ዝተዛዘቐ`ዩ፡፡ ብትምህርቲ ዝበሰሉ፡ ስርሖም ጽኑዕይን ሓላፍነታውያንን መንእሰያት ኣለዉና፡፡ ኣነ ብኣታቶም ሕቡን`የ፡፡

## ስለዚ፡ ኣብ ውሽጢ'ዚ 25 ዓመታት እንታይ ዓሚምና?

### ኣገልግሎት ጥዕና

ምልስ ኢልና ናይ ርብዒ ዘመን ጉዕዞና ክንድህስስ እንተ'ኺንና ቅድም ቀዳድም ብጥዕና ክንጅምር ኣለና፡፡ ፖሊሲ ማሕበራዊ ኣገልግሎት ኤርትራ ምህናጽ ጥዑይ ሕብረተሰብ ኣብ ቅድሚት`ዩ ዝሰርዕ፡፡ ካብ'ዚ ብምብጋስ`ዩ ድማ መንግስቲ ኤርትራ ኣብ'ዘን ዝሓለፋ 20 ዓመታት 188 ማእከላት ጥዕና (ሄልዝ ስቴሽንስ)፡ 54 መደበር ጥዕና (ሄልዝ ሰንተርስ)፡ 5 ንኡሳን ሆስፒታላት፡ 16 ሆስፒታላት፡ 7 ማእከላት ክንክን ኣደን ህጻንን፡ 8 ሃገራዊ መወከሲ ሆስፒታላት - ብጠቕላላ 278 ትካላት ጥዕና ዝሃነጸ፡፡ ነዚ ብዓቕሚ ሰብ ንምድራዕ ድማ ክሳብ ብደረጃ ዶክቶርና ክኢላታት ኣሰልጢኑ ይዕየሉ ኣሎ፡፡ እቶም ኣብ 2000 ሸቶታት ልምዓት ሚሌንዩም ተባሂሎም ዝመጹ መደባት ቀዲሞም ኣብ መደባት መንግስቲ ኣትዮም ዝሰረሓሎም ዝበሩ`የም፡፡ ከም'ኡ ስለዝኾነ`ዩ ድማ ኤርትራ ነቶም ሰለስተ ኣብ ጥዕና ዘተኮሩ ሸቶታት ልምዓት ሚሌንዩም፡ ማለት፡ ምውጋድ ሞት ኣዴታት ኣብ ሕርሲ፡ ምውጋድ ሞት ናጽላታት ከም'ኡ`ውን ምክልኻል ከም ኤች.ኣይ.ቪ፡ ዓሶን ቲቢን ዝኣመሰሉ ተመሓላለፍቲ ሕማማት ቀዲማ ዝወቕዓቶም፡፡ ከም ፖልዮ ዝኣመሰሉ ጠቕሊሎም ዝተወገዱ ሕማማት`ውን ኣለዉ፡፡ ዝተርፈና ብዙሕ ይኹን እምበር ተጓዒዝናዮ ዘለና መንገዲ`ውን ነዊሕ`ዩ፡፡ ዜጋታትና ብምልኣት ኣብ ውሽጢ ዓንኬል 10 ኪ.ሜ. ኣገልግሎት ጥዕና ምሉእ ሕብረተሰብና ከም ዝረኽብ እንገብረሉ እዋን ርሑቕ ኣይኮነን፡፡

## ዝርግሐ ኣብያተ ትምህርቲ፡ ጾጋ ሰብን ሞያን

ትምህርቲ`ውን ሓደ ካብ ቀንዲ ጠመተ መንግስቲ ኤርትራ`የም፡፡ ኤርትራ መሃይም ዘይብላን ዜጋታታ ድማ ልዑል ትምህርቲ ቀሲሞም ኣፍራይነቶም ዘዕበዩን ክኾኑ ከም ዝግባእ ሰነዳት ፖሊሲና ሓያሎ ኣለዉ፡፡ በዚ መሰረት ድማ ቅድሚ ናጽነት ኤርትራ ኣብ 1991 ኣብ ምሉእ ኤርትራ 471 ኣብያተ ትምህርቲ ን220,000 ተማሃሮን ሓንቲ ዩኒቨርሲቲን ዝነበራ፡ ሎሚ 1087 ኣብያተ ትምህርቲ ን860,000 ተመሃሮ ምስ 6 ኮሌጅን ኣገልግሎት ትምህርቲ ይወሃብ ኣሎ፡፡ ቁጽሪ እተን ወሰናት ዝነበራ ኣብያተ ትምህርቲ ሕጂ መባእታ 715፡ መባእታን ማእከላይን ደረጃ 191፡ መባእታ፡ ማእከላይ ካልኣይ ደረጃ 19፡ ማእከላይ ደረጃ 67፡ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ 42፡ ካልኣይ ደረጃ 41፡ ቴክኒካል 6፡ ኮሌጅ 6፡ ብጠቕላላ 1087 ኣብያተ ትምህርቲ ኣለዋና፡፡ ዛጊት ዝኸይድ ዘሎ መደባት ብዕድመ ዝዓበዩን ሰበኽ-ሳዕዖም`ውን ክመሃሩ ማዕጾ ኣርሒዩ ኣሎ፡፡





ንሕና ዝዓበየ ጾጋና ዓቕሚ ሰብና ምኻኑ ኢና ንኣምን፡፡ እዚ ጾጋ`ዚ እንተ ተሃሪጹ ኑቲ ዘለና ባህርያዊ ጾጋን ብግቡእ ክንጥቀመሉን ኪኖኡ ክንከይድን ንኽእል ኢና፡፡ ስለዚ ኩሉ ተመሃራይ ናብ ኮሌጅ ኣትዩ ክመሃር ስለዘይክእልን ግብራዊ'ውን ስለዘይኮነ፡ ሞያዊ ትምህርቲ`ውን ኣዋዲድና

ንምህር ኣለና። መንግስቲ ኣብ ዝተፈላለየ ክፋላት ሃገርና፡ ብፍላይ ከኣ ኣብ ሳዋ ናይ ጽርበት ሓጺን ዕንጸይቲ መካይን መዘሓሊ ማሽናት፡ ናይ ኮምፒተራት ላቦራቶሪ ህንጻን ወዘተን ኣብያተ ዕዮ ተኸሉ ኣሾሓት መንእሰያት የፍሪ ኣሎ።

ኣብ ዓዲ ሃሎ ካብ 5-10 ሽሕ ተመሃሮ ክኣንግድ ዝኽእል ሞያዊ ስልጠና ኣሎ። ኣብ'ዚ ምምራሕ ዓበይቲ ማሽናት፡ ዶዘራት፡ ሎደራት፡ ኤክስካቫተር፡ ኮምፓክተር ወዘተ ተማሂሮም ኣብ ልምዓታዊ ንጥፈታት ይሳተፉ ኣለዉ። እዞም እንርእዮም ዓበይቲ ኢጋንእን ናይ ጽሒፍዊ ጽዓት ማእከላትን ብልዑል ተሳቲፎ እዞም መንእሰያት ኮወናት ዝኾኑ`ዮም። ልዕሊ ኹሉ ዘተባብዕ ድማ ቁጽሪ ደቀንስትዮ ዝሑቕ ምኳኑ`ዩ።

## ምንጪ ማያት ዲጋታት፣ ራህያታት፣..

መንግስቲ ማይ መሰረታዊ ምኳኑ ኣሚኑ ቀዳምነት ሂቡ ክሰርሓሉ ጸኒሑን ኣሎን። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ብመሰረት ፖሊሲ መንግስቲ 1860 ዝኸውን ምንጭታት ማይ ኣለዋ። ካብ'ዚ እተን 365 ካብ 100 ሽሕ ክሳብ 300 ሚልዮን ሜ.ኩ ዝሕዛ ራህያታትን ዲጋታትን እየን። ካብ ሚኒስትሪ መሬትን ማይን ኣከባቢን እንረኸቦ ሓበሬታ 90% ካብቲ ኣብ ከተማታት ዘሎ ህዝብና ጽሩይ ማይ ክሰቲ እንከሎ ኣብ ገጠራት ድማ 80% ይበጽሕ። በዚ መሰረት ብማእከላይ ገምጋም 85% ካብ ህዝብና ጽሩይ ማይ ይሰቲ ማለት'ዩ።

## ዲጋታትናን ሕርሻን

ማይ ናብ ሕርሻን ካልእ ኢንዱስትሪያዊ ንጥፈትን ዝውዕል ኣገዳሲ ነገር`ዩ። እዞም ከም ከርከበት፡ ገርገራ፡ ሎጎ፡ ገርሰት፡ ፋንኮታትን ባደሚትን ዝኣመሰሉ ዲጋታት ኣብ ከባቢ ሃብታም መሬት ዝርከቡ ኮይኖም፡ ኣብ ዕብየት ሕርሻን ሕርሻዊ ኢንዱስትሪን ዓቢ ተራ ክህልዎም ዝኽእሉ`ዮም። ኣብ ምብራቕ ብዲጋ ጋሕቴላይ ጀሚርናዮ ዘለና ንጥፈት፡ በብዝሒኡ ንበዓል ዲኑ ማይኣሉ፡ ላባ፡ ፊልኮት፡ ዓገት ወዘተ እናኸተርና ክንቅጽሎ ኢና። 25 ኪሎ ሜትር ካብ ዓሰብ`ውን 50 ሚልዮን ኪዩብ ክሕዝ ዝኽእል ዲጋ (ዲጋ ጊብዶ) ክንሰርሕ መደብ ተታሒዙ ኣሎ።

ኣብ'ዚ ግዜ`ዚ ዲጋ ከርከበት 330 ሚልዮን ሜትር ኪዩብ ማይ ሒዙ ኣሎ። 26-27 ሽሕ ሄክታር ዝበጽሕ ሃብታም ዝኾነ መሬት ዝተዓደለ ቦታ`ዩ። ነዚ መሬት እዚ ናብ መስኖኣዊ ሕርሻ ናይ ምስግጋሩ መሰረታዊ ስራሓት ይኸይድ ኣሎ። ብርክት ዝበሉ መጽናዕታት ተወዲኦም፡ ሰፊሕ መሬት ተደላዲሉ፡ ደገፍቲ ፕንእታት ኣብ ዝባን ተሰቒሎም፡ ወሰንቲ ሻምብቆታት ተዘርጊሖም፡ መመንጨዊ ጽዓት ተዋዲዱ ኮታ ዳርጋ እቲ ከም መጠንሲ ዘድልን ብዙሕ ማል ድማ ዝሓትትን ዕማም ተጻፊፉ`ዩ። ንገርሰት እንተርኣና`ውን ከባቢ 35 ሚልዮን ሜትር ኪዩብ ካብ ትዕቅብ ነዊሕ ጌሩ`ዩ። ገርሰት ከም መስኖኣዊ ሕርሻ


Mislam dam


Gahtielay dam


fanko rawi dam


fanko tsimu'e dam


Gerset dam


Logo dam

ቀደሙ ዝተፈላለዩ ፍርያት ኣብ ምፍራይ ደርኪቡ፣ ፍሩታታት ከም ኣራንሺ፣ ለሚን፣ ማንጉስን፣ ገረብ ተምሪን ወዘተ. ኣሕምልቲ ካልእን ይፈሪ ኣሎ። 20 ሚልዮን ሜትር ኪዩብ ማይ ዝርከብ ፋንኮ ራዊ`ውን ፍርያት ሽጉርቲ፣ ኮሚደረ፣ ጉዕ በርበረ፣ ንዕዳጋ ትቕርብ ኣላ። ከም ዲጋ ፋንኮ ጽሙእ 14 ሚልዮን፣ ባደሚት (31 ሚልዮን ሚ.ኩ ዓቕማ)ን ዒሊግድርን`ውን ኣብ መስኖኣዊ ሕርሻ ተጸሚደን ዝርከብ`የን።

ናብ'ዚ ከቢሳ እንተመጺእና ዲጋ ገርገራ 38 ሚልዮን ሚ.ኩ ሐዙ ንህዝቡን ኣብ ከባቢኡ ንዘሎ 500 ሄክታርን ምስ ዲጋ ሎን ብምጽንባር ድማ 10 ሽሕ ከልምዕ ዝተዋደደ ዲጋታት ኣለና። ኣብ በረኽቲ ዝባናት እላባ ከምኡ'ውን ኣብ ዝባውንቲ ጉዳማት ኣቡነ ኣረጋውን እንዳ ማርያምን ዓበይቲ መዕረቒታት ማይ ብምስቃል ካብ ከባቢ እላባ ክሳብ ጎላጉል ጽልማ ንዘሎ ንልምዓትን ማይ ንምብጻሕ ይሰርሓሉ ኣሎ። ከም ዓዲ ጉዳ፣ ዓዲ ባሮ፣ ዓዲ ሎን፣ ዓዲ ፈኒን፣ ዓዲ በዙሓንስ ዝኣመሰላ`ውን ማይ ከምዝረኽባ ንምግባር ጻዕሪታት ይኻየድ ኣሎ። ብቐንዱ ግን ናብ ሕርሻ ብምድሃብ ክሳብ 10 ሽሕ ሄክታር ዝበጽሕ መሬት ጽልማ ንምልማዕ ክብጋገስ ኣለና። ምስ'ዚ ተዛማዲ`ውን ምሩጻት ከብቲ ብምምጻእ ኣብ ሓልሓለ እንስሳ ናይ ምስባሕን ምዝርጋሕን መደብ ተጀሚሩ ጽቡቕ ይኸይድ ኣሎ። ዲጋ ምስላም ከኣ ምስ'ዚ ቅርበት ዘለዎ ኮይኑ፣ ዝተዛመዱ ሕርሻዊ ንጥፈታት ዝካየደሉ ዘሎ እዩ። ናብ ምብራቕ ወሪድና ኣብ ጋሕቴላይ እንሰርሖን ኣብ ውሽጢ ዓመት ክዛዘም እንጽበዮን ዘለናን ከምኡ`ውን ብሕጂ ኣብ ከባቢ ዓሰብ እንሰርሖን ዲጋ ብተመሳሳሊ ናብ መስኖኣዊ ሕርሻ ከሰግሩና`ዮም።



ኣየናይ መሬት ኤርትራ ኾናይ እኽሊ፣ ፍሩታ፣ ሓምሊ፣ እንስሳ፣ መጎሃሚ ክሳብ እንስሳ ዘጉዳም ወዘተ ከመይ ይምችእ ተባሂሉ ብቐጻሊ ዝካየድ መጽናዕቲ ኣሎ። ዲጋ ኢልና ክንሓስብ ከለና እምበኣር ምስኡ ተዛማዲ ዝኸይድ ሕርሻኸ እንታይ ኢዩ ኢልና ሓሲብና ኢና ንበገስ። ኣብዚ ጠጠው ኪይበልና`ውን ንመጻኢ ምስ ሕርሻዊ ኢንዱስትሪ ዝህልዎ መውሰቦ ኣብ ግምት ነእትዎ ኢና።



## ጽርግያ

ጽርግያ ሓደ ካብ'ቶም ወሰንቲ ማሕበራውን ቁጠባውን ኣገልግሎታት`ዩ። ኣብ'ዚ ሃገር ኣብ ኣገልግሎት ዘለዉ ናይ ቅጥራን ምሩጽ ሓመድን ሓመድን ጽርግያታት ኣለዉ። (ኣብዚ ካርታ ከም እትርእዮ ዘለኻ) ኤርትራ ዓይኒ ዓራት'ያ። ኣብ'ዚ ግዜ`ዚ 1388 ዓዲታት ኣገልግሎት መጓዓዝያ ይረኽባ፣ 1.6 ሚልዮን ዝኸውን ህዝቢ ኣገልግሎት መጓዓዝያ ይረኽብ ኣሎ። እንተኾነ ኣብ'ቲ ዝለዓለ ክዝበጽሕን 21 ክፍለ ዘመን ዝበጽሐ መጓዓዝያ ክህልወናን ኣለዎ። ቁጠባና ክውሰኽ ከሎ፡ ሰሉጥ፡ ጽፉፍ፡ ውሑስ መጓዓዝያ እናሓሰበካ ምኻድ ግድን`ዩ።

ነዚ ንምትግባር ድማ ዕዙባት መደባት ተታሒዞም ኣለዉ። ካብ ተሰነይ ናብ ኦምሓጀር ዝኸይድ 103 ኪ.ሜ. ብኣስፋልት ንምልባጡ ይስረሓሉ ኣሎ። እዚ ጽርግያ ድማ ኑቲ ምስ ምዕቃብ ማይን ሕርሻን ተዛሚዱ ኣብ'ቲ ከባቢ ዝኸይድ ዘሎ ንጥፈታት ድርዒ ክኾና`ዩ። ካብ ባጽዕ ክሳብ ከሰላ፡ ሱዳን ብዝሓሸ መንገዲ ንምእታው ድማ ብመንገዲ ኣቑርደት፡ ፎርቶ ሳዋ፡ ኣደርሰርን ኣዲባራን ዝኸይድ ሓድሽ ጽርግያ ክህሉ`ዩ። ብተመሳሳሊ ካብ ኣቑርደት እትብገስ፡ ብመንሱራ ጭዕታት፡ ሓበላ፡ ሕምብርቲ፡ ጸዕዳ ክርስትያን ሒዛ ኣስመራ እትኣቱ ካልእ ሓዳስ ጽርግያ ክትህሉ`ያ። ካብ ኣቑርደት ብሓሸሓሸ ጌሩ ንኸርከበት ዝኣቱ`ውን ኣሎ። ካብ ከርከበት ንሰልዓ ምጽንባር ጋሽባርካን ሩባ ዓንሰባን ዝበጽሕ 135 ኪሎ ሜትር ጽርግያ`ውን ክህልወና'ዩ። ካብ ከርከበት ንርከብ - ዛራ ማለት'ዩ ካብ ዛራ ብመንገዲ ኣፍዓበት ንጉልቡብ ክምዕበል ዘለዎ ጽርግያ`ውን ኣሎ። ካብ ባጽዕ ተበጊሱ፡ ጕምጕም እናሓለወ ንቓናራ ዝኸይድ ጽርግያ`ውን ምስራሕ ተበጊሱ ኣሎ። ኣብ እዋኑ ድማ



ብቕጥራን ክልበጥ'ዩ። እዚ ኣብ ንጥፈታት ሕርሻን ቱሪዝምን እጃም ክህልዎ`ዩ።

ካልእ፡ ካብ ባረንቱ ተበጊሱ ንመንደፈራ ዝኣቱ ጽርግያ ምስራሕ ኣብ መደብ ኣሎ። እዛ ጽርግያ እዚኣ ርክብ ደቡብን ጋሽ ባርካን ክተሳልጥ`ያ። ካብ ጎልጅ ተበጊስና'ውን ናብ ቶኾምብያ ዝኣቱ ጽርግያ ክንሰርሕ ንሓስብ፡ ብደምሒና ካሪባ ጌሩ ፎሮ ዝኣቱ ድሮ ተሰሪሑ`ዩ። ካብ ውሽጢ ሃገር ምስ ጎረቤት ሃገር ዘራኽብ ጽርግያ ኣብ ቦታኡ ኣሎ። ነዚ ድማ ካብ ደቀምሓረ ተበጊሱ ንሰርሓ ዝኣቱ ምግፋሕ ዝግበረሉ ዘሎ ጽርግያ ምስ ተወድአ ዝርከብ ማሕበራውን ቁጠባውን ኣሳልጦ ዓቢ ክኸውን`ዩ።

ካልኦት ንእስ ዝበሉ ኣብ መስርሕ ምዝዛም ዘለዉ ጽርግያታት`ውን ኣለዉ። ኣብኦት ንምጥቃስ፡ ቤት ገርግሸ በለዛ እምባደርሆ ቀለቤታዊ መንገዲ (12.5 ኪ.ሜ) ፡መንገዲ ገርገራ ደቀምሓረ፡ እምኒ ሓይሊ-ዓዲ ቡሓይላይን (33 ኪ.ሜ) ፡ናብ እምባሶይራ ዝኸይድ ጽርግያ ተኻኢጹ ኣሎ። እዚ ዝኸይድ ዘሎ ስራሕ ልዑል ተሳትፎ ህዝብን ሰራዊትን ዝርኣየሉ ዘሎ`ዩ።

### ኑቲ ኣብ ጽርግያታት ኣብ መንጎ ዘጋጥም ጸገማት ንምፍዋስ ወይ ንምጽጋዕ እንታይ ዝተታሕዘ ኣሎ?

ብርግጽ ኣብ መንጎ ዘጋጥም ጸገማት ኣሎ። እቲ ናይ ቅጥራን ጽርግያ ከም ሓደ ደረጃ ዝወሰድ ኮይኑ መንግስቲ ኣተኩሮ ዝገብረሉ'ዩ። እቲ ካልእ ንዓዲታት ዝኣቱ ኮይኑ፡ ብደረጃ ዓዲ ጸገናን ጥንቃቐን ዝግበረሉ`ዩ። ኣብ ዝሓለፈ እዋናት ብቐጻሊ ምብልሻው ናይ ሓመድ ጽርግያ፡ ምዕባስ ካናለታት፡ ምሽርሻር ወዘተ. ይረአ ነይሩ። እቲ ኣብ ሓላፍነት ዓዲ ዘወድቕ ጽርግያ ብሽመይ ኣገባብ ብዘላቕነት ክጽገን ከም ዝግባእ መጽናዕቲ ተኻይዱ፡ መደብ`ውን ተታሒዙሉ ኣሎ። ኑቲ ናይ ቅጥራን ጽርግያ ብዝምልከት ግን ዝጸንሐ ኣገባብ ኣሰራርሓ ኣሎ። ኩሉን እተን ዓበይቲ ናይ ህንጻ ትካላት እጃም ዘለወን ኮይነን ኣብ ማእከል ኣስቤኦ፡ ካብ ኣቑርደት ክሳብ ተሰነይ ዘሎ ቦታ ሰገነ፡ ባጽዕን ከባቢኡን ቀይሕ ባሕሪ፡ ደቡባዊ ምዕራባዊ ዞባ ድማ ኩባንያ ህንጻ ብድሆ...ወዘተ. ሓላፍነት ተዋሂቡወን`ዩ። ከተማታት ከኣ ኣብዚ መቓን`ዮን ዝኣትዋ። ብዝጸንሐ ርዱእ ኩነታት ግን ሕጽረት ቀረብ ከም ብድሆ ጸኒሑ`ዩ።

ብዛዕባ መራኸቢታት ብፍላይ ከኣ ተሌፎን እንተ ተመልኪትና ኤርትራ ድሓን ዝኾነ ሽፈነ ከም ዘረጋገጸት ኢና ንፈልጥ። እንትርፎ ኣዚዩ ውሑድ ቦታ ሽፈነ ኣገልግሎት ተሌፎን ዘይብሉ ቦታ የለን። በዚ ከይዓገበና ግን ምስ ግዜ ክንቅዳደም ከድልየና`ዩ። ብፍላይ ናይ ኣገልግሎት ኢንተርኔት ዓቕምና ምዕባይ መድረኻዊ`ዩ። ነዚ ንምፍጻም ድማ መደባት ይሕንጸጽ ኣሎ።

### ብዛዕባ ተተኳእቲ ጸዓት?

ጸዓት ከም ማሕበራዊ ኣገልግሎት ኮነ ድንፍዐ ቁጠባ ኣዚዩ ኣገዳሲ`ዩ። ፈለማ ኑቲ ዝነበረ ዓቕሚ ኣዕቢና ሕርጊጎ`ውን ከም ፍታሕ ኣቕምና። እቲ ስትራተጂ ግን ንኣቀማምጣ ሃገርናን መኣብሮ ህዝብናን ማእከል ዝገበረ ስለ ዝኾነ፡ እዚም ድሒርም ክተየዱ ዝጸንሑ መደባት ዚያዳ ዝሰፍሑ እየም። እዚ ማለት ከኣ ክንዲ ንኹሉ ካብ ሕርጊጎ ከነብጽሓሉ ንፍትን ኣደዳ ክስራ ድማ እንኸውንን ስትራተጂ ልምዓትና ዝመርሓና ማእከላት ጸዓት ምትካል`ዩ። በዚ መሰረት እምባኣር ኢና ኣብ ከርከበት

ናይ 16 ሜጋዋት ረስናዊ ተኸልና፡ 8 ሜጋ ድማ ተሃዲሲ ጸዓት ክንተክል መደብ ሒዝና ዘለና። እዚ መመንጨዊ 20,000 ሄክታር ዝጸሕ ኑቲ ሰቡሕ መሬት ከለምዑ ናይ ሕርሻ-ኢንዳስትሪ ክንተክል፡ ክሳብ ሳዋ ተዘርጊሑ ድማ ኑቲ እናዓበየ ዝኸይድ ዘሎ ብዙሒ ተጠቃሚ ከዕግብ ከኽእለና`ዩ። ኪኖ ሎሚ ድማ ኣብ'ቲ ከባቢ ጸገሕ ንዝዋሰብያ ከተማታት መሰረት ንጉብር ኣለና ማለት`ዩ።

ኣብ ፋንኮ`ውን ተመሳሳሊ ዓቐሚ ዘለዎ ማእከል መመንጨዊ ጸዓት ተተኺሉ ኣሎ። እዚ ድማ ንኣምሓጀር፡ ጎልጅ፡ ገርሰት፡ ሃይኮታ፡ ኣለበ፡ ተሰነይ ዘሎ ከባቢታት ሽፊኑ ኣሎ። ጸገሕ ንግሆ ድማ ኣብ ምብራቕ ኤርትራ ናይ ግልቡብ ልምዓታዊ መደባትና ክንሰርሕ ከለና እንተኸሎ መመንጨዊ ክህሉ`ዩ። ከምኡ እናበልና ኣብ ኢራፋይለ'ውን ንናይ ፖታሽ ማዕድናዊ ትካልን ካልእን ዝሽፍን መመንጨዊ ምግባር ዚይተርፍ`ዩ። ኣብ ጠያ፡ ዓሰብ ክሳብ በጻል ጋሕሮ ናይ ንፋሰን ጽሓይን መመንጨዊ ጸዓት ክንገብር ዓቢ ዓቕሚ ኣሎ። ድሮ ኣብ ዓሰብ 30 ሜጋዋት ጽሓያዊ ጸዓት ናይ ምትካል መደብ ሒዝና ኣለና። ኣብ ዓሊድ ድማ ክንፍልፍሎ ዝግበኣና ጂኦተርማል ጸዓት ኣለና። ዝ. ኣብ ዲጋታት ሎግን ምስላምን ኣጠሪስናዮ ዘለና 8 ሚዋት ዝበጽሕ ጽሓያዊ ጸዓት፡ ኣብ ከባቢ ኣስመራ 20 ሜጋዋት ክንድርበሉ ኢና። ኣብ ደቡብ ድማ ኪኖ እተን መስመር ሕርጊጎ በጺሐወን ዘሎ ዓድታት ናይ ምቕጻል ስራሓት ክህሉ`ዩ። ድሮ በጻል ዓረዛ ማይድማን ኣብ ከባቢኣን ዘለዋ ዓድታትን መደባት ተሃዲሲ ጸዓት ኀሲጋስ ኣርእዩ ኣሎ። ከምኡ እናበለ ድማ ክቕጽል`ዩ።

## መስመር መጓጓዚ ባቡር

ኣብ መራኸቢታትን መጓዓዝያን ዝያዳ ከሰልጥን ብኽኡት ከውግድን ዘኽእለና ኣገባብት ክንጥቀም ግድን`ዩ። መንገዲ ባቡር ድማ ሓደ ካብቶም እተፈልጡ ቁጠባዊ ብልጫ ዝሁበን ወጻኢታት መጓዓዝያ ዝንክን`ዩ። እቲ ኣብ'ዚ ኣህጉር ብቑዳምነት ዝተተኸለ መንገዲ ባቡር ኤርትራ ዳግም ክምለስ ኣለዎ። ክንመልሶ ከለና ግን እቲ ዝነበረ`ውን ናቱ ታሪኻውን ቱሪዝማዊን ብልጫ ስለ ዘለዎ ክንዕቅቦ ኣለና። ጉዳይም ኣቦታትና ኣሉዲያም ዘንቀሳቐስዎ ቅርሲ ንወለዶታት ከሰጋሮ ኣለና።

ኪኖ`ዚ ግን ዘመናውን ዝያዳ ስሉጥን መስመራት ባቡር ንውሽጥናን ምስ ጎረቤትና መራኽብን ክንዝርግሕ ግድን`ዩ። ብድሕሪ ሕጂ እንሰርሖ ገለርያታት እናቐደድና ቢንቶታት እናሃነጽና ወዘተን ዲና ክንሰርሖ ዝበል ሕቶ ኣብ ቕድሜና ኣሎ። ካብኡ ተላሊ ዘይርእን ብዓይኒ ቁጠብ ድማ ጠቓሚ ናይ ገመድ (ተለፈሪካ) መጓዓዝያ ክድፍኣሉ እዩ። እናጸናዕናን እናፈጸምናን ክንከይድ ኢና።

## መዓርፎ ነፈርቲ

መጓዓዝያ ኣየር`ውን ናቱ ፍሉይነት፡ ስሉጥነትን ኣገዳስነትን ዘለዎ`ዩ። ኣብ ኣስመራ፡ ባጽዕ ዓሰብን ሳዋን ድሓን ዝኾኑ መዕርፎ ነፈርቲ ኣለውና። እንተኾነ ምስቲ ከዕብዮ ንሰርሓሉ ዘለና ቁጠባ ዝዳረጉ ኣህጉራውያንን ዘቤታውያንን መዓርፎ ነፈርቲ ክንዝርግሕ ከድልየና`ዩ። ኣብ ማሳርሕ እናተሃንጹ ዝኸዱ ዝተፈላለዩ ደረጃ ዝህልዎም መዕርፎ ነፈርቲ ኣብ ከባቢ ጎልጅ፡ ከርከበት፡ ዛራ፡ ጉልቡብ፡ ዳህላክን ማርሳ ፋጥማን ማዕርፎ ነፈርቲ ክንዝርግሕ መደብ ተታሒዙ ይሰርሓሉ ኣሎ። እዚኦም ድማ ኑቲ ኣብ ሕርሻ፡ ሃብቲ ባሕሪ፡ ዕደና፡ ቱሪዝምን ኢንዳስትሪን ክህሉ እንሰርሓሉ ዘለና ቁጠብ ጸቡቕ ኣገልግሎት ክህብዎ`ዮም።

## ብመንጽር ጂኦፖለቲካዊ ረቡላ ኤርትራ፡ ዝጸንሐ መዓርፎ ነፈርቲን ወደባት ንምዕባይ ዝተታሕዘ መደብ?

ከሉ ከም ዝፈልጦ ኤርትራ ኣብ ካርታ ዓለም ኣገዳሲ ስትራተጂያዊ ኣቀማምጣ`ዩ ዘለዋ። ቀይሕ ባሕሪ መላግቦ ማእከላይ ባሕርን ህንዳዊ ውቅያኖስን እዩ። ቀጥታዊ መላግቦ ኣፍሪቃ፡ ኤውሮጳን ኤስያን ስለዝኾነ ድማ ሓደ ካብ'ቶም ቀንዲ መስመራት ንግዲ ዓለምና`ዩ። ኤርትራ ዝውሓለ ገምገም ስለ እትውንን ምስ ካልኦት ሃገራት ቀይሕ ባሕሪ ብምስራሕ ሰላሙ ናይ ምውሓስ ልዑል ዕማም ኣለዋ። ብቐንዱ`ውን እታ ዝያዳ ዝረገኣት ሃገር





ስለ ዝኾኑት እተሰከሞ ሓላፍነት ልዑል`ዩ።

ወደባት ኤርትራ ኣብ ጅኦግራፍያዊ ኣቀማምጣኦን ብልጫ ኣለወን። ኣብ ቅድሚኡ ዘሎ ናይ ምስፋሕ መደባት ኣብ ግምት ብምእታው እዘን ወደባትና ንብዙሓት ሃገራት፣ ማለት፣ ኢትዮጵያ፣ ገለ ክፋላት ሱዳን፣ ደቡብ ሱዳን፣ ክሳብ ጫድን ማእከላይ ረፓብሊክ ኣፍሪቃን ኣፍደገ ኮይነን ከገልግላ ይኽእላ`የን። ብኡ መንጽር ንኤርትራ ዝፈጥሮ ቀጥታዊ ኣታዊ፣ ምትብባዕ ኢንዱስትሪያዊ ንጥፈታትን ንግድን ክዕቢ ልዑል ተኽእሎ ኣለዎ። ናብዚ ንምብጻሕ ከኣ ቅድሚ ዝኣገረ ምምዕባል ትሕተ-ቕርጻን ዓቕሚ ሰብን ተተሓሒዘናዮ ኣለና።

## ማስመራት ኣፍደገ ምስ ኢትዮጵያን ዓቕሚ ወደባትናን

ዝበለሰ ዘለዉ ምህናጽን ምጽጋንን ናብ ኢትዮጵያ ዘእትዉ ጽርግያታት ምስ'ቲ ኣብ ወደብ ክቶየድ ተብግገሱ ዘሎ ስርሓት ተቶማሚዱ ክርአ ዘለዎ`ዩ። ንወደብ ባጽዕ ናይ ምስፋሕ መጽናዕቲ ተወዲእ`ዩ። ዕላማኡ ድማ ነቲ ኣብዚ ግዜ`ዚ ካብ 11 ክሳብ 13 ሜትሮ ዘሎ ዕምቈት መጻግዒ ካብ 16 ክሳብ 20 ሜትሮ ብምዕማቑ ካብ 50 ክሳብ 75 ሽሕ ቶን ዝጽዕና መራኽብ ከም ዝጽግዓ ምግባር`ዩ። እዚ ሓድሽ ወደብ ናይ ደረቕን ኮንተይነራትን ፈሳስን ዝቕበልን ዝሰድድን ወደብ ከምኡ'ውን መኻዚናታትን መዕቀሪታትን ክህልዎ፣ ምስ'ቲ ምስኡ ለገቡ ዘሎ ናጻ ንግዲ ዞባ ድማ ክዋሰብን እዩ። በዚ ኣገባብ ንዓና ኮነ ብኣና ንዝጥቀማ ሃገራት ኣሳልጦ ክንፈጥር ኢና።

መደብ ምጽጋንን ምስፋሕን ወደብ ዓሰብ ድሮ ተጀሚሩ ብጽቡቕ ዝኸይድ ዘሎ`ዩ። ወደብ ዓሰብ`ውን ከም ወደብ ባጽዕ ካብ 11 ክሳብ 13 ሜትሮ ዕምቈት'ዩ ዘለዎ። ድሮ ብዘመናዊ ክሬናት ንምድራዑ ምሹብሻብ ይቃየደሉ ኣሎ። ምስኡ ተቶማሚዱ ድማ እታ ከተማ ነቲ ክመጽ ዝኽእል ስራሕ ብቕዕቲ ንኽትከውን ኩለንትናዊ ምድላዋት ኣብ ምጽፋፍ ትርከብ። እዚ ዝኸውን መደባት`ውን ኣብ ቅድሚኡ ኣሎ።

## ናጻ ናይ ንግዲ ዞባ

መንግስቲ ኤርትራ ንብልጫታት ኤርትራ ኣብ ግምት ኣእትዩ እዚ ተፈጢሩ ዘሎ ኩነታት ቅድሚ ምፍጣሩ ኣትሒዙ ናጻ ናይ ንግዲ ዞባ ኣብ ምድኳን ክሰርሕ ጸኒሑ። ናጻ ዞባ ንግዲ ባጽዕ ተለልዩ ብዙሕ መጽናዕትታት ሓሊፍዎን ድሮ`ውን ኣጉዳሲ ትሕቲ ቕርጺ ተሰሪሩን ይቕጽልን ኣሎ። መንግስቲ ናይ ገዛእ ርእሱ ተበግሶ ወሲዱ ኣብ ናጻ ንግዳዊ ዞባ፣ ከም መዘሓሊ ዝተፈላለዩ ዓይነት ፍርያት፣ መዐሸጊ ናውቲን ፍርያት PE፣ PVC ቱቦታት ዝኣመሰላ ፋብሪካታት ተኺሉ ኣሎ። ተመሳሲሉ ናይ Cold Store ፍርያት ባሕሪ፣ ሕርሻን ውጽኢቱን`ውን ኣብ ምጽዋዕ፣ ኣስመራን ኣለቡን ተኺልና ኣለና።

እዚ ናይ ንግዲ ዞባ ንማስፋሕ ኢንዱስትሪን ተራ ክህልዎ፣ ብኡ ኣቢሉ ናይ ኤርትራ ኣድማዕነት ኣብ ንግዳዊ ስራሓት ከዕብን ትጽቢት ዝግበረሉ`ዩ። እቲ ዛጊት ተገይሩ ዘሎ ንኣብ ይኹን እምበር ከም ተሞክሮ ቀሊል ኣይኮነን። ኑቶም ብሕጂ ክንደክዑኖም እንሓስብ ዞባታት እንዱስትሪን ናጻ ናይ ንግዲ ዞባን ዝጠቅም ትምህርቲ ቀሲምናሉ ኣለና።

## ልምዓታዊ ወፍሪ ኣብ ማዕድናዊ ጸጋታት ኤርትራ

ኤርትራ ኣብ ልዕሊ ጸጋ ሰብ ዝተዓደላ ባህርያዊ ጸጋ ዓቢ እዩ። ንኹሉ ዘለና ማዕድናዊ ባህርያዊ ሃብቲ ንምፍላጥ ዘድሊ ናይ ምርምር ዓቕምን ግዜን ብዙሕ ምኽኑ ርዱእ`ዩ። ዛጊት ግን ዘድሊ ናይ ዕደና ፖሊሲ ኑዲፍና፣ ገለ ዕቱባት መጽናዕትታት እናገበርና ናብ ዕደና ተሰጋጊርና ኣለና። ፈሊጥናዮ ከም ዘለና ኤርትራ ብኢንዱስትሪያዊ ማዕድን፣ ከም ዓረ፣ እምብረድ፣ ሰሚንቶ፣ ኖራ፣ ከኦሊን፣ ሰሊካ፣ ፖታሽ ወዘተ. ዝተዓደለት`ያ። ብተመሳሳሊ ክቡራት ማዕድናት (ፕረሸየወስ ሜታልስ)፣ ከም ኑሓስ፣ ወርቂ፣ ብሩር፣ ዚንክ፣ ሓጺን ወዘተ. ኸኣ ፈቐድኡ ተዘርጊሖም ዘለዉ`የም። ኣብ'ዞም ዝተጠቕሱ ማዕድናት ብናይ ወጻኢ ናይ ግዳም ሸርክትን ዕደና ተጀሚሩ ይኸይድ ከም ዘሎ ይፍለጥ። ኩሉ ከም ዝፈልጦ ዕደና ኣብ ቢሻ ብመድረኻት ይኸይድ ኣሎ፤ ዛራ ኣብ ኸስጋስ ይርከብ፤ ናይ ኣስመራን ዱብርዋን ናብ ምጅማር ገጹ`ዩ፤ ከምኡ`ውን ዓቢ ናይ ፖታሽ ዕደና ንምጅማር ኣብ መስርሕ ኣሎ። ምስ ግዜ ዝልለዩን ዝዕደኑን ከም ዘለዉ ርዱእ ኮይኑ ኣሎ።

## ምስራሕ ኣባይቲ

እዚ ኩሉ ዝደኾን ዘሎ ማእከላት መስኖ ሕርሻ፣ ቦታ ሕርሻዊ ኢንዱስትሪ፣ ዞባ ኢንዱስትሪ፣ ምስፋሕ ወደባት፣ መዓርፎ ነፈርቲ ወዘተ. ብዘይ ምህናጽ ህንጻታትን መንበሪ ኣባይቲን ዝቕጽል ኣይኮነን። እዞም ዝሰፍሑ ዘለዉ ናይ ልምዓት ነቑጣታት ዝጠልብዎ ክኢላዊ ዓቕሚ ሰብ ብዙሕ`ዩ። ብርግጽ ምንቅስቓስ ናይ ቁጠባን ህዝብን ክፈጥሩ`የም። እዚ ድማ ኂ ኂ ዝኸይድ ኣብያተ ትምህርቲ፣ ጥዕና፣ ካልእ ማሕበራዊ ኣገልግሎትን ኣባይትን ከድልዩ እዮም። ከም ኣብነት ንምጥቃስ ኣብ ከርከበት ንኸብቢ 20 ሽሕ ሰብ ሓላንቲ ሄክታር እንተ ሂብና፣ ምስ'ቶም ንዕኦም ዝተፈላለየ ምምሕዳራውን ቁጠባውን ኣገልግሎት ክህቡ እንጸበዮም ካልኦት ኣሽሓት ሰባት ተደማሚሮም ክንደይ ክበጽሑ ከም ዝኽእሉ ብኣጋኡ ዝግመት`ዩ። ትካላት ሕርሻዊ ኢንዳስትሪ እንተ ተወሲኽሞ? መዓርፎ ነፈርቲ እንተተሰሪሑ'ኸ? ናይ ምርምር ማእከላት እንተተወሲኽሞ? እናበልና ክንቅጽል ንኽእል ኢና። ዋና ነገር እንታይ`ዩ፣ ምህናጽ ኣባይቲ ቀዳምነት ዝወሃቦ ተግባር ምኽኑ ርዱእ ኢዩ ።

ክሳብ 2023 ኣብ ዘሎ ግዜ ኣብ መላእ ሃገር 50 ሽሕ ገዛውቲ ናይ ምስራሕ መደብ ኣለና። 60% ናቱ ድማ ኣብ'ዚ ሓደሽ ልምዓታዊ ቦታታት ክኸውን ኢና ንሓስብ። 30% ናይ'ቶም ክስርሑ ተመዲቦም ዘለዉ ገዛውቲ ማለት፣ 15 ሽሕ ገዛውቲ ኣብ ከተማታት ንዘሎ ሸገር ኣባይቲ ንምቅላል ተባሂሎም ዝህነጹ'ዮም። ብተመሳሳሊ ኣብ 52 ንኡሳን ዞባታት በብዓዘኦ እናተመደቡ

ዝሰርሑ ኣመሓዳርቲ፡ ኣካየድቲ ስራሕ፡ ሓካይም፡ ፖሊስ፡ ትራፊክ ወዘተ. ዝኾኑ 5 ሽሕ ገዛውቲ ክሃንጽ ኢና። እዚ 10% ናይ'ቲ ሓፈሻዊ መደብ ማለት`ዩ። መደብ ትግባረ ምህናጽ ኣባይቲ ብርሑቕ ጀሚርካ ናብ ማእከል ምእታው`ዩ። መብዛሕትኡ እዚ ገዛውቲ ድማ ኣብ ኣለቡ፡ ባጽዕን ኣስመራን ተተኸለን ብዘለዋ ናይ ሰፍሖግ ፍርያት`ዩ ክህልዉ። እዚ ከም ፓይሎት ፕሮጀክት ተፈቲሑ ጸቡቕ ውጽኢት ዘርኣየ`ዩ።

ኣስመራ ከም ከተማ ካብ'ዚ ሒዛቶ ዘላ ህዝቢ ንላዕሊ ክትቅበል ኣይትኽእልን እያ፡ ኣድላዪ`ውን ኣይኮነን። በዚ ምኽንያት`ዩ ድማ ኣብ ከባቢኣ ኣብ ዘለዋ ቦታታት ከም ሰላዕ ዳዕሮ ዝኣመሰላ ወጺእና ሓድሽ መንበሪ ኣባይቲ ክንሃንጽ መዲብና ዘለና። ንኣብነት፡ ኣብ ሰላዕ ዳዕሮ፡ ኣብ ዓዲ ጸንዓዳይ፡ ከባቢ ዓዲ ሃሎ መንበሪ ክንሰርሕ መዲብናን ንድፋ ድማ ተዛዚሙን ኣሎ።

## ናይ ወጻኢ ኩባንያታትከ?

ኤርትራ ሓዳስ ሃገር ስለዝኾነት ብዙሓት ናይ ወጻኢ ትካላት ክኣትዋን ስራሕ ክፍድያን ይረኣያ እየን። እንተኾነ ኣብ ጉዳይ ህንጻ ንዓቕሚ ሕብረተሰብና ዝምጥን ዕዮ ክዓያ ኣይክእላን`የን። ናይ ወጻኢ ኩባንያታት ኣብ ህንጻ ክኣትዋ ዘይንቃወም ንሱን እምበር፡ ንሱነታት ህዝብና ክንሓስብ ግድን`ዩ። ተፈቒዱወን ኣብ ምስራሕ ዝርከብ ይሃልዋና እምበር፡ ከምዚ ዝጸቕጠሉ ዘለኹ እቲ ናይ ብሓቂ ፍታሕ እቲ ብወገንና እንገብሮ`ዩ። ቀዲመ ከም ዝጠቐስኩዎ እዚ ናይ ሰፍሖግ ገዛውቲ ናይ ዋጋ ብልጫ ክህበና`ዩ፡ ብደረጃ ሰድራ ክስራሕ ስለ ዝኽእል`ውን ናይ ዓቕሚ ሰብ ኣይደራዕ ኣየውርደልናን`ዩ። ልዕሊ ዝኾነ ድማ ኑዩም ኣብ ሕብረተሰብና ዘለዉ ናይ ህንጻ ክኢላታትን ብሕጂ`ውን ኣብቲ ዓውዲ ዝኣትዉ ክተባብዑልና`ዩ። እንታይ ማለት`ዩ፡ መንደቕ ዝድቁ፡ ቶናጥ ዝሰርሑ፡ ማቶኒላ ዘንጽፉ፡ ማዕጾ ዝሰርሑ፡ ቬትሮ ዞግጥሙ፡ ሸቓቕን መትረብ ማይን ዞሳውኑ፡ ኤለክትሪክ ዝዘርግሑ ወዘተ. ኤርትራውያን ክዮጹን ክፈርዩን እዮም። ስለዚ፡ ካብ ናይ ወጻኢ ኩባንያታት ክንክስቦ እንኽእል ሞያን ተክኖሎጂን ይሃሉ እምበር፡ ንኽብሪ ዋጋን ካልእ ብልጫታትን ኣብ ግምት ብምእታው ኩባንያታትና ክዕብያ፡ ክኢላታትና ሸቕለትን ዕድላትን ክንፈጥረን ብምንኻዱ ድማ ኩሉ ኤርትራዊ ብቑዕ መዕቆቢ. ከም ዝውንን ምግባር ዝዓለመ ነዊሕ መደብ`ዩ ዘለና።

## ክንዝከሮም፡ ብኢጋጥሚ መበል 25 ዓመት ብሩራዊ እያቤልዩ ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ሳዋ ገለ ክትብል

ኣነ ሓደ ካብ'ቶም ንዊሕ እዋን ኣብ መዓስከር ሳዋ ዝሰርሑ ዜጋታት እየ። ናይ ሳዋ ነገር ፍሉይ`ዩ። ክንጅምሮ ከለና ዝወሃብ ዝነበረ መምርሒታት፡ እቲ መንፈሱ፡ ዕላማኡ፡ ራኢኡ ፍሉይ`ዩ። ዝኸድናዮ ጉዕዞ ሓያል፡ ናይ ብሓቂ ሳዋ ትእምርቲ ጽንዓትን ጻዕረኛነትን'ያ። እዚ ዘፍረናዮ መንእሰይ ድማ መጀመርታ ወህደት ፈጢሩ፡ ካልኣይ ኣብ ማእቶት ወፊሩ፡ ሳልሳይ ሃገሩን ልኣላውነቱን ኣውሒሱ። ስለዚ ተራ ሳዋ ኣብ ሕብረተሰብና ቀሊል ኣይኮነን። ብኸምኡ'ውን ትቕጽል ኣላ።

ኣነ ኣብ ግዜ ምጅማር፡ ኣብ ወርሒ. ሚያዝያ 1994 ናብ ሳዋ ከይደ። ነቲ ሓሙሽተ ሽሕ ዝቑጸሩ ኣባል ቀዳማይ ዙርያ ክንቕበል ብተበተብ ንገዱ ነይርና። ምስ'ቲ ሽዑ ዝነበረ ቀጠባዊ ዓቕሚ፡ ባራኪታት ሰራሕና፡ ክሽነ፡ ሕክምናን ካልእን ኣዳሊና። ናይ መንግስቲ ራኢ. ነዊሕ ስለ ዝነበረ ነቲ ኣብ ቀዳማይ ዙርያ ክመጽእ ዝተባህለ ናብ 10 ሽሕ መንእሰይ ምድያቡ ስለዝተሓበረ፡ ብተዓጻጻፍነት ክንዳሎ ጀሚርና። ዝ. ንምግባር ድማ ህንጻ ሰታፍ ሰርሓታት ሚኒስትሪ ምክልኻል፡ ኩባንያ ህንጻ ሰገን ወዲ ቐጫን ደቂን ኣብቲ ምህናጽ መዓስከር ግቡእ ተራኦም ኣበርኪቶም። ኣብ'ቲ ዝተደልየ ግዜ ድማ 10 ሽሕ ብዝሓለ. መንእሰያት ኣብ መዓስከር ሳዋ ተቐቢልና።

እዚ ተመዛራይ'ዚ. ኣብ ሳዋ ምስ ኣተዉ ክፉት መንፈሰ'ዩ ነይሩዎም። እቲ መንእሰይ ሓያል ዓቕምን ድሉውነትን ስለ ዝነበሮ ብዙሕ ነገር ክንሰርሕ`ዩ ዓዲሙና። ድሒሩ ሳዋ ብጽፉፍ ውጥን ክትስራሕ ኣለዋ ስለዝተባህለ፡ ኣብ 1996 ካብ ዳሳትን ዓጌፋን ናብ ስሩዕ ውጥን ዘለዋ ከተማ ዘሰጋግር ንድፊ ወዲእና። ኩባንያ ህንጻ ሰገንን ወዲ ቐጫን ኩባንያ ህንጻ ደብዓትን ኣሰቢኦን ህንጻ ማእከል ስልጠናን ብምትሕብባር ክሳብ 2000 ኣብ ዝነበረ ግዜ ዳርጋ ነቲ ኩሉ ብፕሮጀክትታት ወዲእናዮ። ናይ ሸቓቕን ማይን መስመር ዘለዎ፡ ናይ ሽዱሽተ ክፍሊ ሰራዊት ዓባይቲ ገዛውቲ ተሰሪሑ፡ መዓርፎ ነፈርቲ ሰራሕና፡ ሕክምናና ኣዳራሻትና ኮታ ኣብኡ ናይ ዝኾነ ነገር ኩይና ማለት'ዩ። ብሰንኪ. ግዜ፡ ክምልኡን ክሰርሑን ዝግባኦም ብዙሓት ነገራት ነይሮም ክኾኑ ይኽእሉ፡ ኣብ ሳዋ ዝነበርናዮ ጻዕሪ ግን ቀሊል ኣይነበረን። ሕጂ ድማ ከም መበገሲ. ናይ ዝኾነ ነገር ኩይናትና ኣላ፡ እዚ ማለት ማእከል ወተሃደራዊ ታዕሊም፡ ማሞስ፡ ሕጂ ከኣ Voccational Training Center ኩይና ኣላ።

ስለዚ፡ ሳዋ ሓቢሓቢ.ትን ኣወሃሂዲትን መንእሰያት'ያ፤ ዋሕስ ናይ ሃገር'ያ - ንዓይ። ስለዝወፈርና፡ ስለጸቡቕ ዝተሓሰበ፡ ሎሚ ኣፍልብና ነፈሕና ንኸይድ ኣለና። ንተዘክሮ ኣብ'ቲ መጀመርታ ምትካል ሳዋ "ኣየ ሳዋ እንዳ ተመካ ዕንቅርቢት፡ ኣየ ሳዋ እንዳ ህቦብላ ንፋስ፡ ዚንክ ወዲቑ ሰብ ይቐትል ኣሎ`` ወዘተ እናተባህለ፡ ምስላ ንምድዋን ዘይተገብረ ኣይነበረን። እንተኾነ፡ እቲ ዝነበረ ጽንዓትን እቲ ዝነበረ ክውንነትን ነቲ ዝነበረ ጌጋ ምስሊን ጠቐሊን ሳዋ ኣልዩዎ። ሎሚ መን ንሳዋ ክኸይድ ዘይደሊ? ናይ ብሓቂ ድማ ትብጻሕ ከተማ ወይ መዲና ኩይና ኣላ። መተኣኻኸቢት ናይ'ቲ ኣብ ክልተ ዓመት ዝካየድ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኩይና። በዚ ምኽንያት ከኣ፡ ካብ ወሸጢ. ሃገርን ካብ ኣህጉርን ዝመጽኡ መንእሰያትና ዝላለዩላ፡ ሓሳባት ዝቕበሉላ፡ ናይ ምህዞን ትምህርቲን መኣዲ. ወዘተ. ኩይና። ንሕና ድማ ዕድለኛታት ኢና።

ተፈጸመ

ሓሳባት

# እቲ 'ትኾና

ሃኒባል ማጆር

*"ቅኒት መዝሙር ልብኻ ብጽሞና ተኸታተል። ጻውዒት ድሌታትካን ሕልምኻን ተኸቲልካ እግሪ እግሪ ሕልናኻ ሰጉም፡ ሻቡ ነብስኻ ኣብ ድንኳን ሓጎስን ዓወትን ተኾዲማ ክትረኽባ ኢኻ።"*

ብኮንደኘናዊ ውሳኔ ወይ ስጉምቲ እትቕለስ ህይወት ኣብ መዝሙሚ ሕንጻጽ ክትብጽሖ እትደሊ ናይ ዓወት ደረጃታት ክትበጽሖ ዘለዎ ተኽእሎ ርሒቡ ኣይኮነን። ቅርዑይነት ዝጎደሎ ሰንከፍ ኣነባብራ ትነብር እንተለኻ ከም ሽንቲ ገመል ንድሕሪት ጉቲቱ ክብድመካ ዝኽእል ደብዛዘ ስእለ ኣእምሮ ዘለዎ ዘይቕሱን ሂወት ኢኻ ትመርሕ። ምእኩትን ብልጹግን ጺጋታት ዝሃለሎ ፍሱህ ናብራ ከተስተማቕርን ጋማ ዓወት ክትኣስርን እንተደሊኻ እንተታት ኣወጊድካ መምርሒታት ሂወትካ ምኽላስ የድልየካ። እቲ ምንባርና ኣብዛ መድረኻዊት ዓለም ብዓለብ ሳሬት ዝተሸፈነ ረቒቕ ምስጢር'ዩ። ንምቕላዑ ከቢድ እኳ እንተዘይኮነ ብድርዒ ጉብዩ ዝተጠቕለለ ተረር ናይ ምግባር ዓቕምን ሓያል ተጻዋርነትን ይሓትት። ሰንሰለታዊ ጉዕዞ ህይወትካ ዓቐብ ቁልቁል በዲህካ ዝፍጼለጥ ጸዋዕ ሕገስ መንብሮ ክኸውን ተሰፋኻ ጥርዚ ሰቒልካ ክትብጠስ ይግባእ።

ኣደህቦኻ ንፍሲ ወከፍ ስጉምቲ ወይ ጉድለት ንምጽጋን እንተኾይኑ ፈጺምካ ብስጹ ሰብ ክትከውን ኣይትኽእልን ኢኻ። ድሌታትካ ብጻዕሪ ክትረኽቦም ከም ትኽእል ኣሚንካ ስርሓሎም። ካብ ምፍታን ዝርከብ ዝኸፍአ ውጽኢት ዘይምዕዋት እዩ። በቲ መንታዊ ሸነኹ ክርአ እንከሎ ስዕረት መውዳእታ ናይ'ቲ ካልእ መጀመርታ እምበር መዕጸዊ ወይ መኽተምታ ናይ ሂወት ዕድላት ማለት ኣይኮነን። ስለ'ዚ ንዘይምዕዋት ክትፈርሖ የብልካን።

ትዛረፎ ዘለኻ ደጎ ዓወት መሳልይቱ ጸቢበን መስገደልን እየም። ኣሰር ኣሰርም ምስ ትኽተል ግን መዕረፊኻ ኣውራጃ ሓጎስን ዕግበትን ክኸውን ዝኽእልክሉ ሓይሊ የለን። ብዚይ መከራ ራህዋ ኣይርከብን ምኽኑ ክትግንዘብ እንተደሊኻ፡ ፍረ ስገም ኣብ መሬት ወዲቓ ከይበስበሰት ኣይትፈርን'ያ። ሓጺን ኣብ ሓዊ ኣትዩ ፈሊሑ ከይተቀጥቀጠ ጽኑይ ናውቲ ኣይወጽእን። ወርቂውን ብሓዊ ፈሊሑ ከይተመርመረ ጽኑይ ስልማት ከምዘይከውን ወዲ ሰብውን ብሸግርን ጭንቅን ከይተፈተነ ራህዋን ዓወትን ክረክብ ዘለዎ ተኽእሎ ኣመና ትሑት ኢዩ። ነዚ ዝተገንዘበ ክማስል ዶግላስ ኣዳምስ "ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ልዕሊ ዝኾነ ነገር ኣብ ኩሉ ኢጋጣሚ ክንፈልጦ ዘድሊ ነገር እንተድኣ ሃልዩ ኩነታዊት ዓለምና ክንጀ እቲ ንሓሰቦን ንርድኦን ዝተሓላለኸትን ዝተጠናነገትን ናይ ሸግርን መሳናኽልን ቦታ ኢያ" ዝበሎ።

ስለ'ዚ ኣሚንካ ኣብ እትወስዶም ውሳኔታት ኣይትጠራጠር። እንተ ተጋጊኻ ቅዱስ ጌጋ ኢዩ። ንኽበር ዕላማ እኳ ድኣ!! ከም ፈልፋሊ ማይ ዛርዩ ዝሓድር ፈልሲ ምቁር ዓወት ምምናይ የዋህነት ጥራይ እዩ። ኣንፈት መጻኢኻ ዘትሕዝን ሓሳስ ዝፈጥረልካን እኮ እቲ ሕጂ ብድህታትካ ንምስጋር ትፍጽሞ ዕዮ እምበር ኣብ ትምኒትካ ዘሎ ስእሊ ኣይኮነን።

ዘለኻ ጠንቁ ዘይተፈልጠ ፍርሒ ካብ መዓሙቕ ናይ'ቲ ጠፊር ዘይወሰኖ ሓያል ውቅያኖስ ባህግታትካን ሕልምኻን ዝኾነ ደሴት ልብኻ ፈጺምካ ኣርሕቆ። ኮፍ ኢልካ ንለውጢ ምጽባይ ክንጀ ዝፈጥሮ ልሙስ ኣተሓሳስባን ሰንወታዊ ሽለልትነትን ካልእ ፋይዳ የብሉን። ዕድላት ሂወትካ ከም ህቦብላ ንፋስ እናፋጸዩ ኣንፈቶም ናብኻ ኣማእዚኖም ክሕንበቡ ከለዉ ከተቃልበሎም የድሊ። ከም ኣብ ከውሒ ዝተላተሙ ብዘመጽእዎ ኣንፈት ክምለሱ ኣይተፍቕድ። ኣካል ናይ'ቲ ክትከና እትምኖ ለውጢ ኩን። ምኽንያቱ ነፍሲ ወከፍ ሰብ ኩነት ኣእምሮኡን ሰላሙን ንምምላስ ይቃለስ ክሳብ ዝሃለወ ወኪልካ ኮይኑ ንድሌታትካ ከበር ዝጉብረሉ እኽሎ ሰብ ባዕሉ ግዜእ ርእሰኻ ሙኻኑ ይሰወጠካ።

ኣብ ባሕሪ ጥፍኣት ድኽመታትካ ሐዚካ ምንስፋፍ ሕሰም ዘምጽእ ናይ ጸገም ጸገም'ዩ። ገንሊ ዓወትካ መለኡ ጀቡብ ክብል ቀስቲ ብሶላኻ ናብ ዕላምኻ ክቐንዕን ካብ ሓዲድ መደባትካን ውጥናትካን'ውን ከየንደልህጽ ሓልዎ። ካቡቶም ቀንዲ መምርሒታት ዓወት ቅኑዓት ውሳኔታት ኣብ ዕለታዊ ኣነባብራና ብብዚሒ ክዝውተሩ ከለዉ'ዩ። ስለዝኾነ ኸኣ መሰረታዊ ለውጥን ዕቤትን ንኽተምጽእ ዘለካ ጥንኩር ጎድንን ርትዓዊ ናይ ምግባር ዓቕምን ክትብርብር ኣመና ኣገዳሲ ዝኸውን። ሊቅ ኣልበርት ኣንስታይን ኣብ'ቲ ሕግታት ባህርይ ብዘዮግእ ተፈሊጡን ተዳህሲሱን ብፍላይ ከኣ ብዮጼብጥታት ተሰንዩ ቅጺ ፊዚክስ (quantum physics) ኣብ ዝተዳህሰሰሉ እዋን፡ ሰብ ንባህርይ ክመልኮ ዝተረፎ ከም ዘይብሉ ስለ ዝተረድአ ንምሉእ ዓለምን ጠፈርን ዝገዝእን ዝቕይድን ኣጠቓላሊ ክልሰ ሓሳብ (theory of every-thing) ንምርካብ ዝተቓለሰ፡ ዋላ'ኳ ኣይተዓወተ እምበር፡ ምስ ነፍሲወከፍ ዓወቱ ዝጥጥዕ ዝበረ

ሕልምታቱ ከኣውን ንኣእምሮኡ የንቕሖ ስለ ዝበረ፡ ክትኣምኖ ዘጸግም ትንግርታዊ ውህበት ሰሪዱ ዝሓለፈ። እዚ ብስጽ ሊቕ ናይ መበል 20 ክፍለ ዘመን ዝኾነ ኣንስታይን በየም ከሰሞዩ ዝጠቕዐ ድሕረትን ድኹም ዝንባለ ትምህርትን ኔርዎ። ምስ ነፍሲወከፍ ንቕሓቱን ስጉምቱን ግን ሕልምታቱ ዓለም ዘይትጸርዎ ወየ ዘበሉን ጠፈር ዘይወሰናምን ነበሩ። ሕልምታቱ ኣብ ውልቃውነት ዘይተሰረቱ ንረብሓን ድሌትን ማሕበረሰብ ዓለም ዝዐለሙ ብምንባርም ዓለም ንጥፈታቱ ኣፋ ከፈታ ብኣንክሮ ክትዕዘቦ ጀመረት። ዓቕልን ትዕግስትን ዝናሩ ስለ ዝበራ ከኣ ኣዝዩ ብዙሕን ዘደንጹን ፍጻሜታትን ርኽበታትን ነዛ ዓለም ዘበርከተ። ገና ሎሚ'ውን ወረስቲ ኣልበርት ኣንስታይን ጠቐላሊ ስነ ባህርያዊ ሕጊ ንምቅማጥ ዝምድናታት ባህርይ ብኣዝዩ ዝተፈልየን ዝረቐቐን ሓደን ቀሊልን ስርዓታዊ መግለጺ ንምርካብ ዓይናም ሰለም ከፀበሉ ይሓድሩ ኣለው።

ትኽስር ከይትህሉሰ ተሓለ። ኣደህቦና ኣብ መንበሮ ኣንጻር ፍሽለት ምቕላስ እዩ። ግዜኣ ነፍስና ብዘይ ተገላቢጡት ከገልግል ዝኽእል ደራኺ ንለውጥን ምዕባለን ዝኾነ ጸዓት ኣለዎ። ውሽጣዊ ሰላምካ ክፀለስ ዘይቅህም ፍሰሓ ዓወት ከስተማቕርን ናይ ባህሪ ጸዓትካ ክትብርብር ይግባእ። ዕቑር ትሕዝቶኡን ጥቕምታቱን ኣብቲ ርጉእ ናብራ ንኽትነብር ዝኽእሉ መንገዲታት ተዋፊርካዮ፡ ዘሎካ ጸጋ ብዝዮጋእ ትምዝምዞ ኣለኻ ማለት እዩ። መንፈሳዊ ጸዓትካ ኣብይ ከተወፍሮ ከም ዝግብኣካ ኣስተውዕል። ንሾካ ደምር ርትዓውነት ውሳኔኻ ዘቆመካ እምበር ከም ቃንጥሻ ኣብ ሓደ ረፍዲ ዝጭቕለ መንነት ግዜኣ ርእሰኻ ኣይትውንን ኢኻ። ኣብ ኣእምሮኻ ኣውሪድካ ኣደይብካ ተሰላሲሉም ሓሳባት ውሽጥኻ ንመንነትካ ማሰራሒም ኣብ መጻኢ እንታይ ከም ትሓፍስ ኢያም ዝእምቱ። ናብራኻ ውሒስ ክኸውን ስብኣዊ መንነትካ ቅወም ክኸውን ይግባእ። መጠን እቲ ንድንፍዐን ዕቤትን ክብሪ ግዜኣ ርእሰኻ ዝሃለኽካዮ ከኣ መረሕ ማሰረት ኑብሰ ምትእምማን ከተንጽፍ ትኽእል። ስለዚ ሕሉፍ እንታይነትካ ከመይ ነይሩ ብዘየገድስ ንኽብሮ ርእሰ ክብርኻ በሪዙ መጻኢኻን ኑብሰ ምትእምማንካን ከሳ ኣይተፍቕድ።

መኽተምታ ምዕራፍ ሂወትካ ከተጸብቕ ዘሎካ ብርቂ ውህበትን ድንቂ ተውህቦን ኣብ ግብሪ ኣውዕሎ። ምኽንያቱ ብድኻም ጨው ፈሪኻ ክሰኻ፡ ስውጢ ኣልቦ ሂወት ሐዚካ ምዝጋም ኑታ መዳርግቲ ዘይርከብ ሂወትካ ብዘይ መዐየሪ ክትነብራ ከም ምፍታን እዩ ዝርኦ። ውጽኢቱ'ውን ዘዮተሓታትት ይኸውን። ሂወትካ ይዛዘም ከም ዘሎ እንተኣሚንካ ግን ወርቃዊ ግዜኻ ብውሕልነት ክትቅይሰን ነብሪ ሰራሕ ንምግዳፍ ክትሃልኽን ክትጀምር ኢኻ፡ ስለዚ ኣእምሮኻ ኣይተድክም፡ እንታይ ከም ትኸውን ሕጂ ወስን። እንታይነትካ ምፍላጥ ትዕድልቲ እዩ። ህይወት ትማልን ሎምን ሓንቲ እያ፡ ሚዛና ግን ይፈላለ።

ኑብስኻ ክትሻጥር ምስምሳት ኣይትደርድር፡ ብርሃንካ ጻዕርን ሃለኽለኽን ምስ ዝወሰኾ እዩ ዝደምቕ። እንተዘይከይዱ ግን ከም ኣብ ዕትሮ ዘሎ መብራህቲ እዩ።

"ኣብ ሂወት ምፍታን ሰር ጸገምን ናይ ውድቀት ስግኣትን እዩ፡ የግዳስ ስጉምትኻ ከየቋረጽካ ዓቕልን

ትዕግስትን ተጎልቢብካ ምፍታን ይሓይሽ። ምኽንያቱ ኣብ ሂወት ትፈሽል እንተዘየለኻ ምንባር ኣቋሪጽካ ኣብ ናይ

ሓደጋ ኣዋጅ ጥፍኣትን ድንገት ሰንፈላልነትን ኣለኻ ማለት እዩ። እቲ ኣብ ሂወቱ ፍሽለት ይኹን ውድቀት ዘጋጥሞ ሰብ ይነብር የለን። ዝነበሮ የብሉን፡ ዘሎ'ውን የብሉን፡ ብፃብኡ'ውን ነዛ ዓለም ጥቕሚ ይኹን ኣገልግሎት የብሉን። ምናልባት ጓህን ሓዘንን ከወግድ ዝኽእል ይመስሎ ይኸውን። እንተኾነ ብቐሊሉ ክመሃር፡ ክሰምዕ፡ ክሾትት፡ ከስተማቕር፡ ክቕየር፡ ክዐቢ፡ ክነብር፡ ክፍቅር ይኹን ክፍቐር ዘይክእል ባዕሉ ንባዕሉ ዝኸሓ ሰብ እዩ።"

ልዩ በሰኻልያ



# ቋንቋ ጥቕሲ



## "ክቱር ሕርቃን፡ ካብ ጠንቁ እቲ ሳዕቤኑ ኣዝዩ ይኸፍእ" ማርኪስ ኦሪልየስ

ህይወትናኮ ሓበጀራዋይ'ዩ። ሓንሳእ ብሓጎስ ንፍንጫሕ፤ እናሓንሳእ ድማ ብጓሂ ጣዕ ንብል። ከምቲ ገለ ሰባት ብዋዛኦም ብሰሓቕ ዘፍልሑና፡ ብእኪይ ግብሮም ኩምትር ዜብሉና ሰባት'ውን ኣይስኣኑን'ዮም። ሰባት ስለ ዝኾንና ግና ኑቲ ሕማቕ ነገር ኢና ዝያዳ ኣብ ኣእምሮና ቦታ እንህቦ።

ዝኾነ ዘቘጥዕ ነገር ርኢና ክንሓርቕ ንቡር'ዩ። እንተኾነ ደብ ዝሓለፎ ቀጥዐ ብቐንዱ ንጥዕናና ጸቡቕ ኣይኮነን። ካብኡ ሓሊፉ'ውን ዘዩድሊ ስጉምቲ ንኽንወስድ ዚደፋፍእ ስለ ዝኾነ፣ ዓቕምና ብዘፈቕዶ ቁጥዐና ክንቈጻጸር ጸቡቕ'ዩ። ምኽንያቱ፣ እናሓንሳእ እቲ ዘቘጥዓና ነገር ብዙሕ ግምት ዘይውሃቦ ክንሱ፣ እቲ እንወስዶ ግብረ መልሲ ግና ኣዕናዊ ኪኸውን ይኽእል'ዩ። ስለዚ ብፍላይ ክንመልሶ ኣብ ዘይንኽእል ነገር እምብዛ ክንቀጣዕ ኣይግባእን። "ኣብ ጥፉእ ኣይትዛረብ ክፉእ" እኳ ዚብሃል። ዋላ'ውን እቲ ዝተፈጸመ ነገር ኣዝዩ ዘቘጥዕን ፍጹም ዘይተጸበናዮን እንተኾነ፣ እቲ ቐዳመይቲ ኣብ ኣእምሮና ክትመጻና ዘለዋ ነገር "ዓቕሊ" እያ። ኣብ'ታ ኣዚና ዝሓረቕናላ ህሞት፣ ዋላ ንኻልኢታት'ሞ ሰምዒትና ክንገትእ ንፈትን። ብድሕሪኡ ንኸነመዛዝን ዕድል ስለ እንረኽብ፣ ንኡብስና ኾነ ኑቲ ጉዳይ ከሕድኦ ክንክእል ኢና።

"ክቱር ሕርቃን፡ ካብ ጠንቁ እቲ ሳዕቤኑ ኣዝዩ ይኸፍእ"

## ክፉት ዘተ

# ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃንን መንእሰያትን

ብሶፍያ ተስፋማርያም



ሃማመተኤ ኣብቲ ወትሩ ሓሙስ ምሸት ኣብ ኣስመራ ኣብ ጁንየር ኣዳራሽ ዳዕሮ ዘቕርቦ ናይ ሓባራዊ ዘተን ምስትምቓር ጥበባትን መደቡ፡ ዝሓለፈ 6 ሰነ ንብጻይቲ ሶፍያ ተነስፋማርያም እዩ ዓዲሙ። ብጻይቲ ሶፍያ ንማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን (Social Media) ዝምልከት ወረቐት'ያ ንኽትዕን ዘተን ኣቕሪባ። ጽማቐ ትሕዝቶኡ ስዒቡ ቀሪቡ ኣሎ።




መራሕ መደብ (ኣማኑኤል ዘካርያስ)

ብጻይቲ ሶፍያ ተስፋማርያም ሓንቲ ኣብ ወጻኢ ካብ ዝቕመጡ ጾሓፍትን ንጥፍትን ኣብ ጉዳያት ኤርትራ እያ። ንሎሚ ኣብ ሓደ ካብ'ቶም ጎሊሓ እትረኣየሎም ማዕከናት ዜና፡ ማለት፡ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን (ሶሻል ሚድያ) ዘዘተረ መግለጺ ክትህበና እያ። ሒዛቶ ዘላ ኣርእስቲ "ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃንን መንእሰያትን፡ ቃልሲ ኣንጻር ጸለመ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ" ዝብል`ዩ። ኣብ ካልኣይ ክፋል ናይ'ዚ መደብ መድረኽ ንሕቶን መልስን ክፊትና፡ ኑቲ ኣርእስቲ ከለሁብትሞ ኢና። መድረኽ ንወ/ሮ ሶፍያ ተስፋማርያም።

ሶፍያ ተስፋማርያም

ሃማመተኤ ከምቲ ናይ ቅድሚ ሕጂ፡ ኣብ ዝተፈለየ ኣርእስቲ ደጊመ ሓሳበይ ከቕርብ ንዘፈጠረለይ ዕድል ኣመስግን።

ጉዳይ ኤርትራ ኣብ ኣህጉራዊ መድረኽ ብቐጥዕን ግቡእን ኣገባብ ንኽወከል ዝግበር ቃልሲ ክንምልከት እንተዀንና፡ ምልስ ኢልና ንተራ ኤርትራውያን ኣብ ወጻኢ ኣብ ግዜ ዕጥቃዊ ቃልሲ ንናጽነት ምርኣይ ኣገዳሲ እዩ። ኣብቲ ግዜ`ቲ ኤርትራ ግና ልኡላውነታ ንምጕንጻፍ ትቃለስ ስለ ዝነበረት ህዝባዊ ግንባር ከም ወግዓዊ መንግስቲ ክሰጥፍን ብእኡ ዝርከብ ረቡሓ ክጕስጕሰን ኣይክእልን ነይሩ። ይኹን እምበር ህዝባዊ ግንባር ዳርጋ ከም መንግስቲ ኮይኑ`ዩ ዝሰጥፍ ዝነበረ። ግና ኣብ በረኻ እንከሎ ኣብ ዝቖጻጸሮም ቦታታት ግቡእ ህዝባዊ ምሕደራ የተኣታቱ፡ ኣገልግሎት ጥዕናን ትምህርትን ይሁቡ፡ ከምኡ`ውን ኣብ ዝተፈላለየ ዓውዲ ክኢላታት ብምፍራይ ኣብ ምምጻእ ሃገርን ኪኖኡን ከበርክቱ ዝኽእሉ ክኢላታት የፍሪ ነይሩ። ህ.ግ. ግና ኣብ ሜዳ ኾሎ ዘድልይዎ ናይ ሰንዓ ፍርያት፡ መድሃኒትን ካልእን የፍርን ይቕርብን ነይሩ`ዩ። ኣብ ወጻኢ ዝነበሩ ኤርትራውያን ከኣ ነዞም ንጥፈታት እዚኣቶም ብመንገዲ ወፈያ ገንዘቡ፡ መጻሕፍቲ፡ ንበረትን፡ ማሽነርን ካልእን ይድግፍዎ ነይሮም። ኮታ ኣብ ኩሉ መዳይ እቶም ኣብ ደገ ዝነበርናን ውድብናን ኢድን ጓንትን ኮይና ኢና ንሰርሕ ነይርና።

ኀኢ ኀኢ እዚ ዝተጠቕሰ ንጥፈት ድማ ኑቲ ቃልሲ ዝድርኾ ንጥፈታት መራኸቢ ብዙሃን ይኻየድ ነይሩ። ብርግጽ ኣብቲ ግዜ`ቲ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ኣይነበረን፡ ህዝባዊ ዲፕሎማስያዊ ንጥፈታት ግን ብቐጻሊ ይኻየድ ነይሩ`ዩ። እቲ ኤርትራዊ ኣብ ዝቕመጠለን ሃገራት ናብ ኣብያተ-ጽሕፈትታት እናኸደ ብዛዕባ ዕላማን ገስጋስን



ቃልሲ ኤርትራ ይገልጽዎ። ኣብ ሓድሕዱ`ውን ንቕሓቱን ኣበርክቶኡን ዘዕበዩሉ ንጥፈታት የካይድ ነይሩ`ዩ። እዚ ክሱብ`ቲ ናይ ዓወት እዋን ብልዑል ወኒ ቀጺሉ፣ ኤርትራ ልኡላዊት ሃገር ኮይና ብወግዓዊ ወክልና ክትሳተፍ ኣብ ዝጀመረትሉ እዋን`ውን እቲ ዕማም ኣይተቛረጸን። ህዙቡና ብደገፍ ክፍሊ ህዝባዊ ጉዳያት ኣብ ኤምባሲታትና ንቕሓቱ፣ ውዳቤኡን ተሳትፎኡን የበርኽ ኣሎ።

ኣብ ደገ ዘሎ ህዙቡና ከምቲ ኣብ ውሽጢ ሃገር ዘሎ ተወዲቡ'ዩ ዝሰርሕ። ኣብዚ ዝመርሓ ዝተፈላለያ ማሕበራት ኣለዋና። ቀደም ማሕበር መንእሰይን ኣብ ሰሜን ኣመሪካ ነይሩ፣ ሎሚ ድማ መንእሰያት ህግደፍ ኣሎ። ስራሕን ዕማምን ከም መድረኹ ዝፈላለ ይኹን እምበር ቅድምን ድሕርን ናጽነት ሃገራዊ ማሕበር ነይሩና ኣሎና። እቲ ቅድሚ ናጽነት ዝተበገሰ ቃልሲ ንመድረኽ ብዝጥዕም ኣገባብ ይቕጽል ኣሎ። ንኣብነት ሃማደኤ ሰሜን ኣመሪካ ኣብ'ዚ ናይ ሕጂ ዕማም ኣብ ሰንዓፈ ማእከል ስልጠና ደቀንስትዮ ተኸሊ፤ ኣብ ምጽዋዕ'ውን ተመሳሳሊ ክንበር ይብገስ ኣሎ። ኣብ ምሉእ ኤውሮጳ ዝርከባ ኣባላት`ውን ብተመሳሳሊ ኣብ ባረንቱን ካልእን ማእከላት ተኸለንን ይቕጽላን ኣለዋ።

መንእሰያት ኣብ እዋን ፌስቲቫል ሳዋ መጺኦም ከም ዝሳተፉን ዝሳለዩን ይግበር፣ ገሊኦም ከኣ ኣብ ዝተፈላለያ ትካላት ሃገርን ኣበርክቶ ዝገብርሉን ክሱብ ናብ ማእከል ስልጠና ሳዋ ከይዶም ሃገራዊ ኣገልግሎቶም ዝፍጽምሉን ስራሕ ይካየድ ኣሎ። ባህላዊ መዳይና ንምሕያልን ተሞክሮ ንምልውዋጥ`ውን ኣብ ወጻኢ ዝርከቡ ኤርትራውያን ኣብ ውሽጢ ሃገር ምስ ዝርከቡ መዛንኦም ዝራኸብሉን ንሓባራዊ ዕብየት እሂን ምሂን ዝበሃልሉን ብሓባር ስራሕ ዘቕርብሉን ኩነታት ይግበር`ዩ። ብፍላይ ከኣ መንእሰያት ገዝሑብ ኀሳጉሶም ንኹለን ኮለጃትናን ኪኖኡንን ዝዓለማ ኤለክትሮኒካውያን መጻሕፍቲ ክወፍዩ ካብ ዝጀምሩ ግዜ ኣቕጺሩ ኣሎ። ኣብ ዲጂታል ላብራሪ`ውን ብተመሳሳሊ።

ኣብ ደገ ኮይኖም ወይ`ውን ናብ ሃገር መጺኦም ኣብ ዓውዲ ቁጠባ ኣበርክቶ ዝገብሩ`ውን ኣለዉ። ብሕጂ ዝዓቢ ይኹን እምበር ካብ ደገ ናብ ሃገር ተመሊሶም ዘውፍሩን ብዓቕሞም ኣብ ቁጠባ ኣበርክቶ ዝገብሩን ኣለዉ። ምስ'ዚ መለእና ድማ ኑቲ ኩሉ ዜጋ ብመንገዲ ክፍሊት መሕወዪ ግብሪ፣ መሰሲ ማዕከን ሰማእታት፣ መኹተን ወዘተ. ክንርእዮ ኣገዳሲ`ዩ። ብሓፈሻ ግን ኣልዒለዮ ዘለኹ ዛዕባ ናብ መንእሰያት ዘድሃበ ስለዝኾነ፣ ኣተኩረይ ናብኡ ምዝውጣጡ ርዱእ እመስለኒ።

ዛጊት ዝርግሐ ስልኪ ኣልቦ ኣገልግሎት ኢንተርነት ኣብ ሃገርና ድሩት ይኹን እምበር፣ ኣብዚ ግዜ`ዚ ካብ ዝሓለፈ ብዘለዓለ ምንቅስቓስ መንእሰያት ኣብ መርበብ ሓበሬታ ይርአ ኣሎ። ሎሚ ብዙሓት መንእሰያት ረቓቕቲ ቴለፎናት፣ ኣይ ፓድን ካልእን ሒዞም፣ ኣብ መርበብ ንጥፈታት ይገብሩ ከም ዘለዉ ተረዲኡ ኣሎ።። ኣብ ገጻት ፈይስቡክ ብዙሕ ናይ መርዓ፣ ሕጹ፣ መመረቕታ ወዘተ. ስእልታት ንእለቱ ክጥቃዕ ንርኢ ኣለና። ከምኡ`ውን ብዙሕ ቁምነገር ሓዘል ንጥፈታት ይዘርጋሕ እዩ። እዚ ግን ምስ'ቲ ንሃገርና ኣብ መርበብ ሓበሬታ ክንውክልን ክንከላኸልን ዝጸበየና ዘሎ ዕማም ክነጻጸር እንከሎ ኣዚዩ ወሱን እዩ።



ንሱ`ውን ዝበዝሐ ሸነኹ ብትግርኛ ዝጸሓፍ ስለ ዝኾነ ናብቲ ኣብ ደገ ዘሎ ሕጽረት ቋንቋ ዘለዎ ኤርትራዊ ኮነ ክከታተሉና እንጽበዮም ወጻኢተኛታት ብዝዓበየ ዝበጽሕ ኣይኮነን። እዚ ትሕዝቶ ይውሕደና ከም ዘሎ ንምጥቃስ ዘልዓልክዎ`ዩ።

ቡቲ ዘለና ኣገልግሎት ኢንተርነት ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ከሎደምዕ እንተኾንና ዓይነት ዘለዎ ትሕዝቶ ክነቕርብ ከይልየና`ዩ። እዚ ንምግባር ግድን ኩሉ ሰብ ንፋዕ ጸሓፊ ክኸውን ኣለዎ ማለት ኣይኮነን። ዝኾነ ሰብ ብመልክዕ ስእሊ ደዩ ካልእ ዝጥዕሞ ኣገባብ ንክውንነት ኤርትራ ዘንጸባርቕ ሓሓንቲ ንእሽቶ ነገር እንተኣበርኪቱ ተደማሪ ክዓቢ`ዩ። እቶም ጸሓፍቲን ክኢላታትን መጠነሲ ረኺቦም ክሰፍሑን ሃገሮም ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ብሓቀኛ ምስላ ከም እትርኣ ክገብሩን ምኽኣሉ።

ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ገፊሕን ንኽትጥቀመሉ ድማ ቀሊልን ስለዝኾነ፡ ንዓብላልነት እቲ ልምዳዊ መራኸቢ ብዙሃን በዲህዎ ንሓፋሽ ድማ ድምጹ ኣብ ምስማዕ ምዕሩይነት ይፈጥረሉ ኣሎ። ሎሚ ጸሓፍ ኣብ ጋዜጣታት፡ ተለቪዥናት ኮነ ካልእ ጽሑፍካ ክወጽእ እትልምነሉ መድረኽ ተቢዲሁ`ዩ። ንኹሉ ሰብ ከም ድልየቱን ዓቕሙን ተራ ናይ ጋዜጠኛ ክሕዝ ዕድል ከፊቱ ኣሎ። ንኣብነት፡ ምስዚ ዘለናዮ ቅንያት ናጽነት ሓንቲ ኑቲ ኩነት እተንጸባርቕ ስእሊ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን እንተወጺኣ ከም ዜና ኣገዳሲት`ያ። ብቐዳማይ መመረቕታ መኮንናት ሓይሊ ኣየር ነይሩ። ሓንሳብ ኣብ ኤራቲቪ ድሕሪ ምቕላሓ ብዝዕብኣ መን ኣብ ትዊተር ኣቃሊሑ ይኸውን ኢለ ክምልከት ፈቲኑ ከም ዝዓበኹ ኣይነበረን። እቲ ዜና ወይ ፍጻመ የለን ማለት ዘይኮነስ ንሕና ግን ኑቲ ፍጻመ ናብ ትሕዝቶ ቀይርና ከነቕርቦ ኣይከኣልናን ዘለና።

ኣብዚ ግዜ`ዚ መንነት መንእሰያት ዓለም ምስ ምንቅስቓስ ተቶሚዱ`ዩ ዝግለጽ። ምንጪ ሓበሬታ መንእሰያት እዘን ረቀቕቲ (ስማርት) ቴሌፎናትን ንዕኣን መሰልቲ ንብረትን እየን። እንተኾነ እቲ ዝረኽብዎ ሓበሬታ እንታይ`ዩ? ክሳዕ ክንደይ ሓቀኛ`ዩ? መን ዘበገሶ`ዩ? ወዘተ. ምስትውዓል የድሊ። ምኽንያቱ ከምቲ ንጸቡቕ እንጥቀመሉ ዝተፈላለዩ ረብሓታት ንምጭባጥ ንሕማቕ፡ ብሓሶትን ምትላልን`ውን ዝጥቀምሉ ከም ዘለዉ ክንፈልጥን ግዳያቶም ካብ ምዃን ክንጥንቀቕን ከይልየና`ዩ።

ሎሚ ብመንገዲ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ሓበሬታ ናይ ምርካብ ተኽእሎ ሰፊሑ`ዩ። ገለ እዋን ኣብ ፓልቶክ ወይ ፈይስቡክ ሰሚናር ክሰላይድ እንከለና፡ እገርመኒ እዩ። ኤርትራውያን ካብ ኒውዚላንድ፡ ታይላንድ፡ ዩራጋይን ወዘተን ይድውሉ። በዚ መንገዲ`ዚ ንብሰሲ ኮነ ንሰኤንኤን ከይተጸበና ክቃልሕ ንኽእል ኣለና። ቡቲ ካልእ ድማ በዞም ኣብ ዝተፈላለየ ኩርናዕ ናይ ዓለም ዘለዉ ኤርትራውያን ኣቢልና ካብቲ ቦታኡ ቀጥታዊ ሓበሬታ ናይ ምርካብ ተኽእሎ ኣለና። እዚ ሰፊሕ ተኽእሎ ይሃሉ እምበር፡ ዛጊት ከምቲ ዝዓበየ ሓበሬታ ክንመንጩን ክንዝርግሕን ኣይንኽእልን ኣለና። ሎሚ ሓበሬታ ግድን ካብ ሚኒስትሪ ዜና ክምንጩ ኣለዎ ክንብል ኣይግባእን። ሎሚ ባዕልና ኣካል ዜና ኴንና ኑቲ ንሕና ብቐረባ እንፈልጦ ናብ ዓለም ክቃልሖ ንኽእል ኢና።

ኣብ ሃማመተኤ ዝገበር ንጥፈት ካልእ ኣካል ክቃልሖ ክንጽበ ኣይግባእን። ባዕልኹም መንእሰያት ክተቃልሕዎን ክትጸልውሉን ትኽእሉ ኢኹም። በዚ ድማ ብውሑዱ ንጸምኢ. እቶም ኣብ ደገ ኮይኖም ብዛዕባ ንጥፈታት መንእሰያትን ዓድን ክሰምዑ ዝጸበዩ ኣካልኩም ከተርውዩ ትኽእሉ ኢኹም። ንሕና፡ መጽሔት መንእሰይ መዓስ ኢኹም "ፖስት" ትገብሩዋ፡ ሓደ ሓደ ነገራት ክንወስድ፡ ደንጉኹምና ኢና ንብሎም ኑቶም ኣዳለውታ። ኣብ ኢድና ዘሎ ሓበሬታ ክነመሓላልፎ ኣይከኣልናን። ኣብ'ታ መጽሔት ዝወጽእ ብሉጽ ዛንታታትን ጽሑፋትን ኑቲ ካብና ርሒቑ ዘሎ ኣብ ደገ ዘሎ ተኸታታሊና ኣብ ግዚኡ ከነቕርበሉ ኣይከኣልናን። ስራሕ ሰሪሕና ከሰብቅዕ እንታይ ከም እተሰርሐ ኣብ ምሕባር ንድረት ኣለና። ሓበሬታ ከሎ ኣብ ምፍራዩን ምዝርግሑን ንጎድል ኣለና። እዚ ድማ ሓበሬታ ስለዘይብልና ዘይኮነ፡ ቡቲ ዝዓበኹ ንዝርግሖ ስለዘየለና'ዩ። እቲ ዘድልየና ትሕዝቶ ነፍሪ ስለዘየለና'ዩ።

ኣብ'ዞም ኣብዚ ሓባራዊ ዘተ ዘለና ኣገልግሎት ኢንተርነት እንረክቦ ክንደይ ኮን ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ይሳተፍን የበርክትን ይኸውን ኢለ እሓስብ። ንዓና ክንብል ንጥቀመሉ ዶ ኣለና? ንዓለም ብዛዕባ ኤርትራ እንታይ ኢና ክንብሎ ንደሊ? ብዛዕባ ኤርትራ ብዙሕ'ዩ ኣብ ደገ ዝዘረብ ዘሎ፡ ኩሉ ቅኑዕ ድዩ? ኩሉ ጸቡቕ ዲዩ? ኢልካ ምትንታን ከድሊ`ዩ። እንኸዶ ዘለና መስርሕ ኩሉ ጥጡሕን ብደሆ ኣልቦን እንተዝኸውን ክንደይ ምጸበቐ፡ ኩላትና ገዞና ኬድና ሩፍ ኢልና ምደቀስና ኔርና። ኣብ ደገ ብዛዕባ ኤርትራ ዘሎ ሓበሬታ ካብዚ ንርእዮ ዘለና ክውንነት ዝተፈለየ እዩ። ኩነታትና ካልኦት ክጸውዩሉን ክጽይቑዎን ክንፈቅድ ዘይኮነስ ባዕላትና ተበገሶ ወሲድና ክቃልሖ`ዩ ዝግባእ። ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ብዛዕባና ክንዛረብን ክንሕብርን ሓላፍነትን ናጻ መድረኽን'ዩ ሂቡና ዘሎ። ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ፖለቲካ ጥራይ ዘይኮነ ብዛዕባ ቱሪዝማዊ ጸጋታትና፡ ሃብቲ ባሕርና፡ ሕብራዊ መልክዕናን ቋንቋታትናን ወዘተን. ክንገልጽ ንኽእል ኢና። እዚ ድማ

ዓለም ክትሰዕቦ ኢያ።

ሓበሬታ ካብና ክፃንጩ እንከሎ ጸላውን ሓቀኛን ክኸውን እዩ። ካብቲ ንሕና እንገብሮ እዞም ኣብዚ ዘለኹም እትጽሕፍዎ ዚያዳ ጸላዊ`ዩ። ከምቲ ዝግባእ ስለ ዘይንጽሕፍ ዘለና ንሕና ኤርትራውያን ክንጽሕፍ ከም ዘይንኽእል ገይሮም ዝሓስቡ ኣለው። ግደ ሓቂ ኤርትራውያን ብልሓተኛታት'የም። ብወገይ ብዙሕ ኤርትራዊ መትሓዝ ዝኽሪ መጽሓፍ (ዳያሪ) ሒዙ ክምዝጉብ እየ ዝርኢ። ብተወሳኺ ኣብ ዕላላትና እንሰምዖም ዛንታታት ትንግርቲ እዮም። እዚኦም ኩሎም ናብ ሓበሬታ ተቐይሮም ክዝርግሑ ኣለዎም።

መብዛሕትኡ ግዜ ንጥፈታት ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ንመንእሰያት ናብ መንእሰያት ዘጸጸሩ እዮም። ምኽንያቱ፡ መንእሰያት ናጻን ገርህን ሓንጎል ስለ ዘውንኑ፡ ኣብ ኣእምሮኦም ድማ ሓሳባት ክትተክል ስለ እትኽእልን`ዩ። ስለምንታይ ግን ካልኦት ሰባት ሓንጎልና ክቆጻጸርዎ ንጸበን ሱቕ ኢልና እንርእን? እቲ ናይ ምጽላው ሃቐነ ስለምንታይ ካብ ኤርትራዊ ዘይመጽእ? ኣብ መውዳእታ ካብ ኤርትራዊ ንላዕሊ ንኤርትራዊ ዝሓስበሉ የልቦን። ምስሊ ኤርትራ ምስሊ ነፍስወከፍና ስለ ሓቀኛ ምስሊ ኤርትራ ኣብ ምቕራብ ብንቕሓት ክንሰርሕ ይግባእ። ሕጽረትን ጉድለትን ዘይብላ ሃገር ከም ዘይብልና ኩሉትና ንፈልጦ ነገር`ዩ።

## ኣሉታዊ ተመኩሮ ካብ ማሕበራዊ መራኸቢታት

ማሕበራዊ መራኸቢታት ወይ ማሕበራዊ ሚድያ ጥቕምን ጉድኣትን ኣለዎ። ናይ ተሳታፍነት ናጽነት፡ ምስ ብዙሓት ዘራኽብ፡ ናይ ውልቅኻ ገጻት ዝፈቅድን ኩተፍሪ ዘኽእልን ምኳኑ እቲ ጸቡቕ ጐኑ`ዩ። በቲ ሓደ ወገን ከኣ ንሕማቓት ሰባት እኪይ ተግባራቶምን`ውን ዕድል ይህብ`ዩ። ብመንገዲ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ዝዕምጹ፡ ዝሰርቁ፡ ዘደናግሩ፡ ዝሕሰዉ፡ ዘጹልሙ ወዘተ`ውን ኣለዉ። ንሕና ዘለና ዕድል ኑቲ ሕማቕ ጐኑ እናተኸላኸልካ ኑቲ ጸቡቕ ጐኑ ምጥቃም`ዩ። ብዐገደ ሓቂ ኑቲ ዝጠዘለ ጸቡቕ ጉድኑ እንተደኣ ተጠቒምና፡ እቲ ሕማቕ ጉድኑ እናውሓደ'ዩ ዝኸይድ።

ብማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ሃገራትን ህዝብናታትን ክናቑቱ፡ ጎንጺ ክፈጥሩን ክፍንጥሑን ርኢና ኢና። ከም በዓል ኣልጀዚራ ብመንገዲ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ዝጉበርኦም ኣዕነውቲ ንጥፈታት ንርእዮም ኣለና። ሃይማኖታዊ፡ ዓሌታዊ ክሳብ ታሕቲ ዝወረደ ጸቡቢቲ ምንዕዓባት ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ብምዕባል ክንዝሐሉ ንርኢ ኣለና። ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን እዞም ክፍኣታት እዚኣቶም ናብ ብዙሕ ሱብ ክበጽሑ የኽእል ኣሎ። ዝኸፍኣ ነገሩ ድማ ሰባት ኣዚ ነገራት ብውልቆም ስለ ዝቃልዑ (ሱብ ንውልቁ ኮይኑ ስለ ዝርእዮም) ኣተሓሳስበኦም ክጽሎን ክጥምዝዘን ይኽእል`ዩ። እቲ እንኮ ሓበሬታ ዝረኽቡሉ ዘሎ መገዲ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ይኸውን ስለ ዘሎ ግዳይ ግጉይ ሓበሬታ ክኸውን ይኽእል`ዩ። ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ዝመጽእ ሓበሬታ ማዕረ ኸንደይ ሓቂ`ዩ ሓቅነቱኸ ብኸመይ ይረጋገጽ ኢልካ ምዕቃን ከድሊ`ዩ።

ኣብ ዝሓለፉ ዓመታት ንሕና ብዝዕባና ንዝቐርብ ናይ ሓሶት ዜናታት ክንበድህ እንከለና፡ እዞም ኤርትራውያን ኑቲ ብዛዕባኦም ዝጸሓፍ ሓሶት ናይ ምግባል ልምዲ ኣለዎም ይብሉና ነይሮም። ዶናልድ ትራምፕ ምስ መጽአ ኑቶም ከም ሓቀኛታት ዝቐርቡ ዝኑበሩ ማዕከናት ዜና `ማዕከን ዜና ሓሶት` (fake news) ምስ በሎም፡ ዜና ሓሶት ዝብል ኣበሃህላ ተቐባልነት ይረክብ ኣሎ። እቲ ቀደም ሓሶት ዝበሃል ዝነበረ`ውን ሕጂ ተቐባልነት ይረክብ ኣሎ። እዚ ግዜ ብናይ ሓሶት ዜና ይዕበሎኽ ኣሎ። ዶናልድ ትራምፕ ክምረጽ ከሎ፡ ጳጳስ ፍራንሲስ ኣይመረጽዎን ኔሮም። ሓንቲ መጽሔት ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ጳጳስ ፍራንሲስ ንዶናልድ ትራምፕ ከም




ዝመረጽዎ ኣቃለሐት። ኣብ ውሽጢ ዕስራን ኣርባዕተን ሰዓታት እዚ ዜና`ዚ ኣብ ምሉእ ዓለም ኣቃለሐ። እንተኾነ ወጺኡ ሓሶት'ዩ ኔሩ፡ መን እሞ ይምለሶ። ብዙሕ ሱብ ኑቲ ሓሶት ከም ሓቂ ተቐበልዎ`ዩ ዝኸይድ። እዚ እቲ ሕማቕ ጎድኒ ናይ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን እዩ። ስለዚ ንሕማቕን ጸቡቕን ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ብንቕሓት ኣለሊና ክንቀርብ ኣለና። ኣብቲ ዓውዲ ክንኣቱ ጀሚርና ኣለና። ኣሰራርሕኡ`ውን እናተረድኣና ይኸይድ ኣሎ። ዚያዳ ክንዝጥፍን ክንዓጹን ግን ከድልየና እዩ።

ብዛዕባ ኤርትራ ዝቐርብ ግጉይ ሓበሬታ እልቢ የብሉን። ንኣብነት፡ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ብማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ብዘፍኖ ሓበሬታ ክንደይ ግዜ ሞይቱ ኣሎ። ንሕና ድማ ኑቲ ዝበሃል ክዕሩ ኣይሞተን ክንብል ተረባሪብና። 'ኣብ ኤርትራ ደርቂ ኣሎ፡ እታ ሃገር ኣብ ድኽነት'ያ ዘላ፡ ስለዚ ህዝቢ ክጠሚ'ዩ ቁልዑ'ውን ይሞቱ ኣለዉ፣' ወዘተ. ይብሉ'ሞ፡ ዩኒሴፍ ድማ፡ 'ኣብ ኤርትራ ዘለዉ ቁልዑ ካብቶም ኣብ ትሕቲ ሳሃራ ዘለዋ ሃገራት ኣፍሪቃ ዝሓሹ'ዮም' ክብል ትሰምዕ። ኣናይ ወገን ክትሰምዕ ኣለካ ኣይትፈልጥን። መን'ዩ እቲ ሓቀኛ? እቲ ንግሆ ዝተንሰአ ዑፍ'ዩ ሓሰኻ ዝበልዕ። ስለዚ፡ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ዕድል ኣይህበካን'ዩ።

ብዛዕባ ኤርትራ ንዝቐርብ ጌጋ ሓበሬታ ከዕርዮ እንተደኣ ኰይንና፡ ቀልጢፍና ግብረ መልሲ ክንህብ'ዩ ዘለና። ናይ ሓሶት ሓበሬታ ክንህብ ኣይንደልየናን እዩ፡ ሓቀኛታት ጥራይ ንኹን። እቲ ምንታይሲ ተመሊስና ተጋሪና ኔርና ክንብል ስለ

ዘይግባእ፡፡ ኣብዚኣ`ውን ነታ ሓቀኛ ሓበሬታ ቀልጢፍና ብምቕራብ ንሓሶት ዕድል ክንከልእን ሳዕቤን ክንቕንስን ንኽእል ኢና። ኤርትራውያን ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ዓለም ስለ ዘለዉና ድማ ድምጽና ኣብ ምዝርጋሕ ክሕግዙና`ዮም። ዘሳቡ ግዜ ስለ ዘየለ ኣብ መልሲታትና ቅልጣፈ ከድልየና`ዩ።

ኣብ ኤውሮጳ ኣመራጺን ካልእን ዝርከባ ኮለጃታት ትምህርቲ ብዛዕባ ኤርትራ፡ መንእሰይ፡ ፍልሰት፡ ዕደና ወዘተ. ኣጸኒዕና ምሁራዊ መጽናዕቲ ኣቕሪብና ይብላ`ዮ። እትወጽእ ጽሕፍቲ፡ ንእሽቶ`ውን ትኹን ሓቅነት ክህልዋ ይግባእ`ዩ። ሓቅነት ምስ ዋና ስለ ዘሎ፡ ንዘወጽእ ጌጋታት ንምእራም፡ 'ኣነ'የ ዚ ስድራ ዝፈልጦ፡ ንኤርትራ ዝፈልጣ፡ ዚ መንግስቲ ዝፈልጦ፡ ዚ ማሕበር ዝፍልጦ' ወዘተ. እናበልካ ምብዳህ ከድሊ`ዩ። መንቀል ጽሑፋቶም ሓቂ ደዩ ወይስ ካልእ ዕላማ ምምርማር ስራሕና ክኸውን ኣለዎ። ብቐጻሊ ድማ ስለምንታይ`ዩ ጉዳያት ወጺኡ. ኣመራጺ ብዛዕባ ኤርትራ ዝጽሕፍ ዘሎ? ስለምንታይ ኤምባሲ ኣመራጺ፡ ኤምባሲ ጀርመን፡ ስዊዝ ወዘተ. ብዛዕባ ኤርትራ ዝጽሕፉ ዘለዉ? ዝጥቀምሉ ስትራተጂ፡ ዕላማኦም መንተን እንታይ'ዩ? እናበልና ግቡእ መልሲ ክንረኽበሉ ይግበኣና። ኪኖ መልሲ ድማ ብቐጻሊ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ወጺእና ክንብድህ ከድልየና`ዩ።

ዛጊት ብዙሓት ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ከም ፈስቡክ፡ ትዊተር፡ ታምብለር፡ ፍሊከር፡ ኢንስታግራም፡ ወዘተ. እኳ እንተለዋ መብዛሕትና ግን ፈይስቡክን ትዊተርን ኢና ንጥቀም። እዚኣተን ሰቦት ብዝለዓለ ደረጃ ዝጥቀሙለን እየን። ትዊተር ቃላት ክትቀጥብ ስለ ዝቕስቦካ ኣዚኻ ጥንቁቕ ምኻን የድሊ። ጽሑፍካ ዕላማኡ ክፈልጥ ኣለዎ። ንዓና ኣብ ዘድልየና ነገር እንተኣተኮርና ይምረጽ። ኣብ'ቲ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ዝቐርብ ናይ ሓበሬታ ቃልሲ ወይ ኵናት መታን ክንሕይል



ክንመሃርን ኑበስና ከዕብን ኣለና። እቶም ዓብይቲ ብዛዕባ ታሪኽ፡ ቃልሲ፡ ተመኩሮ ከቕርቡልና ይኽእሉ`ዮም። መናእሰይ ድማ ንጠፋትን ሓያላትን ስለዘኾንኩም፡ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ኣብ ዝካየድ ቃልሲ ልዑል ኣድማዕነት ኣለኩም።

ድምጺ መንእሰያት ክሰማዕ'ውን ኣለዎ። ሎሚ እቲ 60% ካብ ህዝቢ ኣፍሪቃ መንእሰይ እዩ። መንእሰይ እቲ ኣፍራዪ ኣካል ናይ ዝኾነ ኣካል'ዩ። መንእሰይ'ዩ ክጉይን ክፍርን ከድምዕን ዝኽእል። ስለዚ ድምጺ ኤርትራውያን መንእሰያት ክስማዕ ኣገዳሲ'ዩ። ኣብ'ዚ ዓዲ ብመንእሰያት ዝግበር ስራሓት ኣብ ዝኾነ ሃገር ከይደኻ፡ ኣይትረኽቦን ኢኻ፡ ከሐጉሰኩም ኢለ ዘይኮንኩሉ፡ ኣብ ብዙሕ ቦታታት ስለ ዝተንቀሳቐስኩ ከም መንእሰይ ኤርትራ ዝሰርሖ የለዉን። ንሕና ከም ወሀብ ስለ ዝወሰድናዮ`ዩ እምበር ከምዚ ምስ መንእሰይ ኤርትራ ዘሎ ወርሻ ዘለዎም መንእሰያት ውሑዳት`ዮም። ኣብ ነፍስወከፍ ቤት ዘሎ ታሪኽ ወለድናን ቤተሰብናን ብዙሕ`ዩ። እታ ብስክሊት ኣብኡ ኮፍ ኢሉ፡ እቲ ጆርናል ኣብኡ ተቐሚጡ ኣሎ፡ ንመን'ዩ ዝጽበ ዘሎ? መን'ዩ ክሰግሮ? መን'ዩ ከዘንትዎ? መን'ዩ ክሓትት? መን'ዩ ክዘረብ? ናይ'ዚ ኩሉ መልሲ ምስ መንእሰይ`ዩ ዘሎ።



ኣብ መራኸቢ ብዙሃን ዝቐርቡ ከም "ልዝብ መንእሰያት" ዝኣመሰሉ ጸቡቓት መደባት ኣለዉ። እዚኦም ብዝተፈላለየ ኣገባብ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ቀሪቦም ኣብ ደገ ንዘለዉ መንእሰያትን መንእሰያት ከባቢናን ትምህርቲ መሕለፉ ነይሮም። ብዛዕባ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ዓለም ብዙሕ'ዩ ዝዝረብ፡ ሳዋ 25 ዓመታ ትጉብር ኣላ፡ እንታይ ኣበርኪታ? ሓቀኛ ምስሊ ሳዋ ይንጸባረቕ ኣሎ ዶ? እቲ ኪይተበገሰ ብጸላእቲ ክድወን ዝተፈተነ ወፍሪ ዋርሳይ ይከኣሎ ዝፈጸሞ ዕማምከ? እዛ ንእሽቶ ሃገር ከመይ ኣቢላ`ያ ኣንጸር ኩሉ እገዳታት ጠጠው ኢላ? ብኸመይ ኢያ ልዕሊ ካልኦት ሃገራት ትሕተ ሰሃራ ኣብ ምትግባር ሽቶታት ልምዓት ሚለንዩም ዝለዓለ ቦታ ሒዛ? እዚ ኹሉ ሳላ ወፍሪ ዋርሳይ ይከኣሎ፡ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ቅኑዕ ፖሊሲ ትምህርቲ፡ ጥዕናን ወዘተን'ዩ ተፈጺሙ። ነዚ ዓወታት`ዚ ዓለም ክትፈልጦ ናይ ምግባር ዕማም ናና ኣብ ቅድሜና`ዩ ዘሎ።

ኣብ ኢደና ዘሎ ሓበሬታን ንጥቅምናን ጥቕሚ ካልኦትን ውዱድ ንግበር። ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ናትና ኣጀንዳ ንፍጠር፡ ካልኦት`ውን ኣብኡ ከም ዝዘትዩ ንግበር። እዚ እንተገርና ኣብ

ክትዕ ኮነ ካልእ ምልልስ ኣእቱ ምኽንያት ኣይክህልወናን`ዩ። ኣብ ባይታ ረጊጽናን ቅኑዕ መንገዲ ሒዝናን ንሰርሕ ስለ ዘለና ድማ ዘየወላውል ብልጫ ክህልወና`ዩ። ኣብዚ ናይ ናጽነት ቅንያት ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሓን #EritreaShinesAt28 ብዝብል ሃሽ-ታግ ንገስጋስ ኤርትራ ኣብ ዝሓለፉ 28 ዓመታት ዝምልከት ጽሑፋት ይዝርግሑ ኣለው። በዚ ናትና ኣጀንዳ ተፈጢሩ ዘሎ ምንቅስቓስ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሓን ኣተባቢዒ`ዩ። ክንጽዮ ዚጋታት ድማ ወጻእተኛታት`ውን ዝከታተልዎ ኮይኑ ኣሎ። መዓልቲ ሰውኣትን መበል 25 ምምስራት ጸንበል ሳዋ`ውን ኣብ ቅድሜና ኣለው። ናትና መለለዪ ኣገባብት ጌርና እዞም ብቐደሚት ዘለዉ መደባትና ዝገልሕሉን ዓለም ድማ እቲ ኣብ ባይታ ዘሎ ሓቀኛ ኩነት ንኽትከታተልን ክንሰርሕ ኣለና።

ብቐጻሊ ፍሉጠትን ሓበሬታን ክፍሪ ኣለና። ምሉእ ይኹን ፍርቂ ገጽ ትሕዝቶ ዘለዎ ሓበሬታ ንጽሓፍ፡ ስእሊ ነቕርብ፡ መዚቃ ወዘተ ነቕርብ። እቲ ነቕርቦ ወጻእተኛታት ክርድእዎ ከም ዝኽእሉ ክንገብር ኣለና። ወያነ ኒቲ ኣብ 1998 ኣብ ባይታ ዘምከንናዮ ወራሮም ሕጂ ድጂታል ወያነ ኢሎም ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሓን ኢዮም ዝጉብርዎ ዘለዉ። ኣገባቦም ኣይቅየርን`ዩ፡ ልክዕ ከምቲ ኣብ ግዜ ወራር ኣብ ብዙሓ ሰብ ኣድሂቦም ዝገጥሙና ዝበሩ ሕጂ`ውን ኣብ ብዙሓ ተሞርኲሶም ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሓን ወራር ዝፍትኑ ዘለዉ። ጸቡቕ ነገር ግን ትሕዝቶን ሰዓብቲን የብሎምን። ንሳቶም በይኖም ይዛረቡ ኣለዉ ማለት እንድዩ፡ ምስ በይኑ ዝዛረብ ግዜ ዘጥፍእ ምኽንያት የብልናን።

ኣብ'ዚ ኮነ ኣብ ደገ ኮይናም ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሓን ዝጥፉ ዘለዉ ብጾትና እንተርኢናዮም ኣዚዮም ብዙሓት ሰዓብቲ እዮም ዘለውዎም። ጽሑፋቶም ድማ ብዙሓት ማዕከናት ዜና ክወክስኦ ይርእ`ዩ። ብዙሓት ኤምባሲታት፡ ኤጀንሲታት፡ ውልቀሰባት፡ ንሓደ ኤርትራዊ ዝጸሓፎ ጠቒሶም ክዝረቡን ክጽሕፉን ይረኣዩ'ዮም። ስለዚ




እቲ ሰክፍታና ካብ ጸላእትና ዘይኮነስ ካብቲ ዘለና ድኑት ተሳታፍነት ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሓን ጥራይ`ዩ ዝመጽእ። ነዚ ድማ ደጊመ ደጋጊመ ኣብቲ ዓውዲ ክትኣትዉን መዓልታዊ ንጥፈታትኩም ንዓለም ከተካፍሉን`የ ዝላቦ። ኣቐንጸለይ። ዓወት ንሓፋሽ!!

መራሒ መደብ፥

የቐንየልና ብጸይቲ ሶፍያ ተሰፋማርያም። ሶፍያ ኑቲ ሓሳብ ኣበጊሳቶ ኣላ። እቲ ካልኣይ ገጽ ናይ'ዚ ሰሚናር ድማ ናይ ሕቶን መልስን ጥራይ ዘይኮነስ እንተላይ ሓሳባት ምሃብ ማለት'ዩ። ኩላትና ከም እንፈልጦ ሕብረተሰብና ኣብ ብዙሕ ውግኣት ኣትዩ ዝተዓወተ ሕብረተሰብ'ዩ። ሻዱሻይ ወራር ሓዊስካ ወራራት ሓደ ድሕሪ ሓደ ዘምከነ፡ ሰላሕታ ዝተዓወተ፡ ናደው ዝደምሰሰ፡ ባጽዕ ብተኣምራት ዝሓረረ፡ እግራመኽሉ፡ ዓዲ በጊዕ፡ ደንካልያ ወዘተ ዝተዓወተ`ዩ። እዚ ሕጂ ኣቲናዮ ዘለና ውግእ ከኣ ናይ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሓን ቅልስ ወይ ኩናት'ዩ። ኣብዚ ሓድሽ ቃልሲ ብኸመይ ቡዲህና፡ ተዓዊትና ንቕጽል? ኣብ ዝብል ኣርእስቲ ብወይዘሮ ሶፍያ ንዝቐረበ ዛዕባ ሕቶ ከቶቕርቡ፡ ርእይቶኹም ክትህቡን ክተሀብትሙን መድረኽ ተኸፊቱ ኣሎ።

ተኸለ ወልደሰላሴ

መጀመርታ እንቋዕ ንሶፍያ ካልኣይ ግዜ ኣረኣኣየና። ማሕበራዊ መራኸቢታት ምጥቃም ዝጀመርኩሉ ኣብ 2003/2004 ኣብ ባጽዕ ኩይትኣብቲ እዋን`ቲ ኣብ ዩቲዩብ ዝርከቡ ኣስተምህሮታት ሶፍያ ብኸንደይ ግድል እናመላእኩ እሰምዖ ነይረ። ብሓቂ ኸኣ ሃብታም ትሕዝቶ ዘለዋ እያ። ብኡ ጀሚረ ኸኣ ብውልቀይ ኣብ'ዚ ማሕበራዊ መራኸቢታት ይነጥፍ ኣለኹ። ሎሚ ድማ ኑቲ ሃብታም ተሞኩሮ ሶፍያ ክካፈል ብምኽኣለይ ሕጉስ እየ። እቲ ኣብ ስትራተጂ ዘድሃበ ሙብርህን ምኽርን ጸቡቕ`ዩ። ኣብ ቴክኒካዊ ኣገባቡ ብምትኳር ብኸመይ ዝሓሸ ውጽኢት ክንረክብ ከም እንኽእል ዚያዳ መብርሂ እንተ ዝወሃብ ከኣ ዚያዳ ምጸበቐ እብል።

ብጸይቲ ሶፍያ፥

እንተዘይተጋግየ፡ ተኸለ ዲዩ ስምካ? ብስእልኻ'የ ዝፈልጠካ። ኣስመራ ምስ መጻእኩ፡ ማኪያቶ ክዕድመኪ'የ ኢልካኒ ነይርካ'ሞ ኣይትረስዓያ። ቴክኒካዊ ኣገባብት ኣቀራርባና ክሕይል እንተኾይኑ፡ ብውሑዱ መበገሲ ዝኾነና መጽናዕቲ ክንገብር ኣለና'የ ዝብል። ንኣብነት፡ ቤተመዘክር ኣለና። ጽባሕ ኩላትን ንቤተመዘክር ክንበጽሕ ክንከይድ ንኽእል ኢና። ኣብኡ ድማ ብዙሕ ሓበሬታ'ዩ ዘሎ። ብዛዕባ ታሪኽ ሃገር፡ ብዛዕባ ገድሊ፡ ብዛዕባ ጥንታውያን ከተማታት ናይ'ዛ ሃገር፡ ኣርኪዮሎጂያዊ ረኽበታት፡ ዝጠንተወ ሽኮና ርእሲ ወዘተ. ኣብኡ ኣሎ። ኑቲ ሓበሬታ ንኺዶ እምበር ባዕሉ ክመጽኣና ወይ ሰብ መጺኡ ከኾልሰና ክንጽበ ኣይግባእን። ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሓን ንኤርትራ ንምልላይ ባዕልና ሓርኾትኩት ክንብል'ዩ ዘለና። ዝኾነ ቴክኒክ ተጠቐም፡ ቀንዲ ነገር ሃብታም ትሕዝቶ ምውዳድ`ዩ። ሃብታም ትሕዝቶ ድማ ውጽኢት መጽናዕቲ`ዩ።

ንዓይ "ክትጽሕፊ ከለኺ እቲ ሓበሬታ ካበይ ተምጽእዮ?" ይብሉኒ'የም። እቲ መልሲ መጽናዕቲ ምግባር'ዩ። ንኣብነት ብዛዕባ ገድሊ ክጽሕፍ እንተኾይኑ ተጋደልቲ ረኺበ ይወክሱ፡ መጽሓፍ ኣንብቡ፡ ናይ ቀደም ሰነዳት እርኢ...። ኮታ ሓበሬታ ሰሪሑካ እምበር ሱቕ ኢሉ ኣይመጽእን'ዩ። ዝተኣገረና ሓበሬታ ኸኣ ከም ዘለዎ ክንወስዶ ዘይከኣለና፡ ሓቅነቱ ብዝተፈላለየ ኣገባብ ከረጋግጾ ኣለና። ከምዚ 03 ዝበሃል ኣብ ጽርግያ እትረኽቦ ሓበሬታ ሱቕ ኢልካ ክትልጥፎ ግቡእ ኣይኮነን። እንታይ ደኣ ቅኑዕ ሓበሬታ ምኻኑ ብዝከኣለካ ምርግጋጽ የድሊ። ካልእ፡ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን፡ ሓደ ነገር ምስ መጽአ እቲ ሸው ንሸው እትገብሮ ግብረመልሲ'ዩ። ሸው ንሸው ግብረ-መልሲ ክትህብ እንተኾንካ ድማ ኣብ ኑቡሻካ ኢኻ ትምርኩሱ፡ ኣብ ታሪኽካ ኢኻ ትምርኩሱ፡ ኣብ'ቲ ንሻካ ትፈልጦ ኢኻ ትምርኩሱ። ዓቢ መጽናዕቲ ዘድልዮ ወይ ዓቢ ትንታነ ዘድልዮ እንተኾይኑ ድማ ተወሳኺ መጽናዕቲ ክትገብርን ቅኑዕ ሓበሬታ ክትእክበን ኣለካ። እቲ ካልእ ግን ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ኣዝዩ ቅልጡፍ ስለዝኾኑ እቲ ክትህቦ እትድሊ ንእሹቶን ጽፉፍን ክኸውን ኣለዎ።

ሩት ነጋሽ፡

ሕራይ ብጺይቲ ሶፍያ ስለ'ቲ ዘቐረብክልና ዛዕባ ኣመስግን። ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ካብ ካልእ መራኸቢታት ብዙሃን ፍልይ ዝብሎ፡ ዝረኣኻዮ ብሓጺር ጽሑፍ ወይ ኣገዳሲ ዝበልካዮ ስእሊ ካልኦት ንኽርእዩዎ ከተቕርብ ዘኽእል ከምኡ'ውን ተዘክሮታትን ጦብላሕታትን ዘሕድር'ዩ። ሰባት ቀሊልን ዘይተሓላለኸን ሓበሬታ ስለ ዝደልዩ ንሕና ኣብ ዝኾነ ጉዕዞና ንዘጋጥመና ኣገዳሲ ነገር ብስእሊ ደዩ ብጽሑፍ ከነቕርቦ ከድሊ'ዩ። ናብ ዝኾነ ይኹን ኩርናዕ'ዛ ሃገር ብዘቤታዊ ቱሪዝም ክንንቀሳቐስ ከለና፡ ብተንቀሳቓሲት ሞባይልና እንስእሎ ነገር ጥራይ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ቀሪቡ ናቱ ጽልዋ ክህልዎ ይኽእል'ዩ። ስለዚ ብስራሕ ኮነ ዙረት ኣብ እንወጽኣሉ ኢጋጥሚታት ዝርኣናዮ ትሕዝቶ ክንጥቀመሉ ይግባእ። ብዛዕባ ውልቃዊ ነገራትናን ትዕዝብትናን ምክፋል'ውን ኣብቲ ንጥፈት ኣሳልጦ ክህበና'ዩ።

ግርማይ ሃይለ

ኣቐጺለይ ሶፍያ። ኣነ ካብ ዘምጽኦ ዝመጸኣኩ ተጋዳላይ ነበር እየ። ኣብ'ዚ ናይ መንእሰያት ዙሩ ድማ ዝኾነ መንእሰያት ቅሩብ ብዕድመይ ገደረ ከሰንብደም ኢለ'የ ተንሲአ። ናብ'ታ ብዛዕባ ስትራተጂ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ዝገለጸትካ ገጽ ወረቐትኪ (ስላይድኪ) እንተትመልስና ጸቡቕ ነይሩ። እዘን ጠቒስክየን ዘለኺ ስትራተጂ፡ ማለት፡ ናትካ ኣጀንዳ ምፍጣር፡ ቅኑዕ ምልክት ዛዕባ (ሃሽ-ታግ) ምምራጽን ሓያል ትሕዝቶ ምውዳድን ዝበሃላ ኣገደስቲ ነጥብታት እየን። እቲ ቀንዲ ዘሸግረና ዘሎ'ውን እዚ'ዩ። ኣብ'ቲ መጀመርታ ሶፍያ ኑብሳ ከተሳሊ እንክላ ንብዙሕ ካብ ንጥፈታታ ኣየላለየትን። እንተኾኑ እቲ ዝዓበየን ኣገዳስን ካብ ሶፍያ እንወስዶ ትምህርቲ እቲ መትከልካ ኪይቀየርካ ግን ከኣ ንዕኡ እናኣሀብተምካ ምኻድ'ዩ። መንእሰይ ክርድኦ እንደልዮ'ውን ዚ'ዩ። ናብቶም ውጽኢታውያን ስትራተጂታት ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን እንተመጺእና፡ ምስ ትሕዝቶ ተዛማጊዱ ክፍጠር ዘለዎ መራሕ ዛንታ (ናራቲቭ) ኣሎ። እቲ ትሕዝቶና ኑቲ ቅኒት'ቲ ዘሀብትም ክኸውን ዝግባእ'ኳ እንተኾነ ጉዳሉ ኢና እንርእዮ ዘለና። ናይ'ዚ ድኻም'ዚ ውጽኢት ድማ እዩ ብዙሕ ሰብ ካብ መገዲ ወጺኡ ኳል መገዲ ኣብ ዝኾኑ ከም ጸርፍን ካልእን ነገራት ዝኣቱ። እዚ ብኻልእ ሸነኽ ሰምዒታውያን ንኸውን ከም ዘለና እዩ ዘርኢ። እንተኾነ ንዕና ካብ ሰምዒት ወጺእና ናብቲ ቁምነገር ናብ ዝመርሕ መኣዝን ክንኸይድ ኣለና።

ካልኣይ ብደሆ ድማ ምልክት ዛዕባ (ሃሽ-ታግ) ይጠዙሓ ምህላወን'ዩ። ብኡ ዝተላዕለ ድማ ድማ እንታይ ትገብር ወይ ብኸመይ ትከታተል ኣሸጋሪ ኮይኑ ደርኩቡ። ዝበን ምልክታት ምእካብ ከምኡ'ውን ንኹሉ ብዝጥዕም ምውዳድ ኣድላዪ'ዩ። እቶም እንጽሕፍ'ውን ኣብ መንገና ዘሎ ርኩበን ምንባበን ክዓቢ፡ ብኡ ኣቢልና ድማ ሓበሬታ ናይ ምዝርጋሕ ዓቕምና ክሓይል ከድልየና'ዩ። ጸላእትና ትርፎ ንሓንቲ ንእሹቶ ሓቂ ናብ ሽሕ ምርባሕ ካልእ ዕማም የብሎምን። እዚ ንዓና ኣዚና ስትራተጂያውያን ክንከውን ኣጸቢቕና ክንተኣሳሰርን ክንናበበን ከምዘለና'ዩ ዝረድእ። በዚ መዳይ ኢና ድማ መልእኽትና እንዝርጋ፡ እህብትምን ናብ ብዙሕ ክበጽሕ ክንገብርን እንኽእል።

ኣብዛ ዘለናያ ናይ ለውጢ ሰዓት ኤርትራ እንታይ'ያ? እቲ ክንፈጥሮ ደሊና ዘለና ምስሊ ወይ ስእሊ ኸ እንታይ'ዩ? ህሉዊ ምስልና እንታይ'ዩ? ኣብ ማሕበራዊ ሚድያ ብኸመይ ነጉልሓ? ንኡሳን መልእኽታት ናይ'ቲ ዓብዪ መልእኽትኸ ኣየናት'የም? ብኸመይ ክንደቕ ኣሎምም?። እዚ መድረኽ'ዚ ናይ ጉጅለ መድረኽ ስለዝኾነ ብእኩብ እንስርሓሉ ኩነታት ክፍጠር ኣለዎ።

ብጺይቲ ሶፍያ፡

ኩሉ ዝበልኩምዎ እሰማምዓሉ'የ። ኣብ'ታ ናይ ጉጅለ ጻዕሪ ክኸውን ኣለዎ ትብል ነጥቢ ብውሽጥን ብደገን ዝተጀመረን ዝቐጸልን ኣሎ። ኣብ'ዚ ትዊተር ከመይ ጌርና ኢና ክንዋሳእ ንኽእል? ኩሉ ሰብ ነናቱ ካብቲዝን ናብትን ካብ ዝኸይድ ኩላትና እቲ ሓበሬታ እናተለዋወጥና፡ ኑቲ ብዜና ዝመጽእ ወይ መዓልታዊ ዝመጽእ እናተጠቐምና ብኸመይ ንዋሳእ ኢልና ሓቢርና ክንሰርሕ ኣገዳሲ'ዩ። ብጉጅለ እንተኾይኑ ዝበለጸ ውጽኢት ስለዘለዎ፡ ክተግበዕ ኣለዎ በሃልቲ ኢና። ንኣብነት ሓንቲ ሓበሬታ እንተወጺኣ ሚእቲ ሰብ እንተዘርግሑዋ ዝበለጸ'ዩ ዝኸውን። ንዓይ ኣብ ትዊተር ከባቢ 11 ሽሕ ተኸታተልቲ ኣለዉኒ። ነዛ ሓበሬታ እዚኣ ደጊመ እንተዘርጊሐያ እዛም 11 ሽሕ ሰባት ክርእዩዋ'የም ማለት'ዩ። ሚኒስተር የማነ ገብረመስቀል 27 ወይ 30 ሽሕ ተኸታተልቲ ኣለውዎ። ካልእ ሰብ ዝጸሓፎ ሓበሬታ ደጊሙ እንተዘርጊሑ

ናብዞም ኩሎም ተኸታተልቱ ትብጽሕ ማለት`ዩ። ካልኦት ኣሽሓት ሰዓብቲ ዘለውዎም ብጾት`ውን ኣለዉ። ኽዚ ተጠቒምና ብሓባር እንተሰሪሕና መለሰና ክንሕይልን ከሰድምፅን ኢና።

ካብዚ ናብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ክዘርጋሕ ዝኽእል ንኹሉ ተኸታታሊ ድማ ዘይከብዶን ዝምስጦን ብዙሕ ነገራት ኣሎ። ንኣብነት ትማሊ ሓንቲ ኳል 80 ዓመት ኣደ ኩሉ ኣስቤዛ ኣብ ብሽክሊታ ጽዒነን ብዓቕበት ዘለዎ ቦታ ኣስመራ ክድይባን ክወርዳን ኣዝየ ስለዝተደነቕኩ፡ ጠጠው ኣቢለ ከዘርበን ፈቲኺ። ንዓይ ሓዊሽካ ዓበይቲ ኣብ ገዛ ኮፍ ዝበሉ፡ ንደቆም ኣመላልሰኒ ዝበሉ`ዩ ዝመስለና። እተን ኣደ፡ "ኣነ ሕጂ ኣስቤዛ'የ ዝጉብር ዘሎኹ፡ ኣብ ስራሕ'የ ዘሎኹ" ኢለናኒ። እዚ ንእሽቶ ግን ከኣ ንመንፈስ ሰባት ክተባብዕ ዝኽእል ጽቡቕ ዛንታ ኮይኑ ክቐርብ ዝኽእል`ዩ።

ኣብርሃም ክፍለ

ወ/ሮ ሶፍያ ተስፋማርያም ኣቓጻልና። ዝሰበኽና መግለጺ ኣዝዩ መሳጢ'ዩ። ካብ'ዛ ናይ ሎሚ መዓልቲ ሰሚናር ጠቒሰ ዝወሰድኩዋ ሓንቲ ነገር ኣላ። ንሳ ድማ፡ "ብማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ኲናት ይካየድ ከምዘሎ'ዩ"። ኣነ ወረር ወያነ ክመጽእ ከሎ ወዲ ክልተ ዓመት`የ ነይረ። ክሳብ ሎሚ ድማ ኽዚ ወረር እናሰማዕኩ፡ ብኡ እናሓሰብኩ`የ ዓብየ። ድሕር`ቲ ዝሓለፈ ዓመት 2018 ዝተፈጥረ ኩነታት ድማ ከዕርፍ ኢና ኢልና። እንተኾነ፡ ብኻልእ መልክዕ ኩናት ይካየድ ኣሎ።

ናይ ሳይበር ኩናት፡ ናይ ብረትን ካልእን ኩናት ክፈላለ ይኽእል'ዩ። ኩናት እንተ ኢልካ ግና ክትርድኦ ዘለካ ኣምር ኣሎ። ንሱ 'ጸላእየይ መን'ዩ' ዝብል ኣምር'ዩ። በዚ ዝጠቐስክዎ ነጥቢ ናይ ሳይበር ኩናት ካብ ካልእ ኩናት ይፍለ`ዩ። ወረር ወያነ ከሎ ጸላኢና ንፈልጦ ነይርና። ጸላኢና ንምክልኻል ዶብና ንሕሉ ነይርና። ዶብና እንተሓሊና ጸላኢና ኣይኣተወናን'ዩ። ስለዚ፡ እዚ ዶብና ምሕላው ዝብል ኣምር ካብቲ ጸላኢና ምልላይ ዝብል መልሲ ኢና ኣምጺእናዮ። ናይ ሳይበር ኩናት ከኣ ብኸመይ ከም እንቃለሶ ክንፈልጥ እንተኾይኑ፡ ጸላኢና መን'ዩ ክንፈልጥ ኣለና። ስለዚ፡ ኽዚ ኩናት ኩተዐወተና ትኽእል ካልእ ዘይተላዕለት ኣማራጺት ዝበሉ፡ "ጠቕላላ ኣብ'ቲ ኩናት ዘይምእታው'ዩ"። እዞም ሰባት እዚኦም መን'ዩም ኣይንፈልጦምን ኢና። በየን'ዩም መጺኦም'ውን ኣይንፈልጦምን ኢና። ኣነ ሎሚ መዓልቲ ንግሆ ተንሲአ ደስ እንተ ኢሉኒ፡ ደስ ዝበለኒ ክጽሕፍ ይኽእል'የ። ሶፍያ መን ጽሒፋዎ ኣይትፈልጥን ኢኺ። ንምንታይ ዕላማ ጽሒፈዮ ኣይትፈልጥን ኢኺ። ስለምንታይ ጽሒፈዮ ኣይትፈልጥን ኢኺ። ከቦሹ ደልየ ይኾውን፡ ስለዝመሰለኒ ይኾውን፡ ፍልጠት ስለዝጐደለኒ ይኾውን። ስለዚ፡ ኣብ'ቲ ናይ ሳይበር ኩናት ከይኣተና፡ እቲ ኩናት ከምዝይካየድ እንተገበርናዮ ኸ? ንኣብነት፡ ዳኒኤል ተኽለሃይማኖትን ዘርእሰናይ ታደሰን ንምስሊ ኤርትራ ዘበርኽ ስራሕ`ዮም ዝጉበሩ። ኸዞም ሰባት እዚኦም እንተፈጠርና፡ ናብ'ቲ ዝበሃል ዘሎ ናይ ሳይበር ኩናት ምእታው'ውን ኣየድልን'ዩ። ካልእ ኽዚ ዝጸረር ድማ፡ እንተደኣ ሓደ ሰብ ታሪኽ ሰውራ ኤርትራ ከምዚ ዓይነት ታሪኽ ነይሩ ኢሉ ከቈናጽቦ ፈቲኑ፡ ኽዚ ሰብ'ዚ ክንዋግኦ (fight back) ንኽእል ኢና። ሓቀኛ ዝኾነ መርትዖ ስለዘለና፡ ረቲዕና'ውን ክንስዕሮ ንኽእል ኢና። እንተኾነ እቲ ሰብ ጽባሕ`ውን ግጉይ መልሲ ምምላሱ ኣይተርፎን። ስለዚ፡ ምስ ዘይከውኑኽታውን ዘይጭብጦን ሰብ ኢና ንቃለስ ዘለና። ኣብ ክንድኡ ከምኡ ኣብ ታሪኽ ኤርትራ ዝተመስረተ ኣሰኻር ክዕወት ዝኽእል ፊልም ክንሰርሕ ይሕሸና። ኣይተሰርሓሉን እምበር ታሪኽ ሰውራ ኣሰኻር ክዕወት ዛንታታት`ዩ ዘለዎ።




ብጺይቲ ሶፍያ፥

ገለ እዋን ዝመጽእ መልስታት ክትርኢ እንክለኻ ከተቕልበሉ ዘይግበኣካ ነገር`ውን ከም ዘሎ ኢኻ ትርዳእ። "እቲ ዝበለጸ መልሲ፡ ዘይምምላስ'ዩ" ዝብል ኣበሃህላ ኣሎ። ስለዚ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ኣብ ከምዚ ኣጋጣሚታት ሱቕ ኢና ንብል። እንተኾነ፡ ኣብ ከም ናይ ሳይበር ኩናት ስቕ ምባል ወይ ዘይምስታፍ ግና ክጐድኣና ይኽእል'ዩ። ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ብዛዕባ ኤርትራ ብዙሕ ሓበሬታ እናተዋህበ ከሎ፡ ንሕና ግና ስቕ ኢልካ ክትርኢ ከለኻ ንዓይ ዘይፍትሓዊ'ዩ። ጌጋ ሓበሬታ ንህዝቢ እናተወሃበ ከሎ፡ ሃገር ብጌጋ ሓበሬታ ክትምዘን ከላ ስቕ ምባል ንባዕሉ ጌጋ'ዩ። እንዳ'ኮ ብጌጋ ሓበሬታ'ዩ ሓሊፉ (ዝተጋገየ ብዙሕ ነይሩ`ዩ)። ወያነ ደገፍቶምን ንዝሓለፈ ዳርጋ ክልተ ዕቑድ ኣብ መራኸቢ ብዙሃን ኩሊዩድዎ ዝጸንሑ ምድንጋራት`ኳ ብዩን ኮሚሽን ዶብ ንኸይትግበር ኣብ ምድንጓይ ተራ ነይሩዎ`ዩ። ኽዚ ብማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ከምቲ ዝግባእ እንተንዋግኦን ንቃለሶን ነይርና መን ይፈልጥ ክንደዚ ግዜ ኣይምወሰደልናን ነይሩ ይኾውን። ንሳቶም ግን ኣብ መራኸቢ ብዙሃን ኮነ ኣብ ካልእ መጋባእያታት ዓብለሎሙና ነይሮም። እቲ ንኣስ ተራና ድማ ክንዲ ዝድለ ኣድማዒ ኣይነበረን። ሕጂ ግን ካብ ሕሉፍ ብዙሕ ተማሂርና ስለ ዘለና ተሳቲፍና ኣብዚ ናይ ሳይበር ቃልሲ ክዓቢ ኣለዎ። እዚ ቃልሲ`ዚ ኩሉ ሰብ ክሳተፎ ዝኽእል ኣይኹን እምበር ሽለል ክበሃል ዘለዎ ዓውዲ ኣይኮነን። ናይ ሎሚ ኩናት ኣብ ሳይበርን ጠፈርን (ስፐይስ)'ዩ ዘሎ። ክንድቲ ዝከኣለና ድማ ንኤርትራ ዝውክልን ዝጠቅምን ትሕዝቶ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ክንሳተፍ ኣለና።

***

ፃበርም

# መንእሰያት ኣብ ምትካል ጸሓያዊ ጸዓት

ሚኪኤል በርሀ (ወዲ በርሀ)

ኣብዚ እዋን`ዚ ካብቶም ልዑል ኣገዳስነት ዘለዎም ባእታታት ፡ ሓደ ጸዓት እዩ ። ዝተፈላለያ ሃገራት ብሳላ ዘለወን ባህርያዊ ሃብቲ ጸዓት ልዑል ቁጠባዊ ብልጽግና ክንናጸፉ ንርኢ ኣለና ። ካብ'ዚ ሓሊፈን`ውን ኪኖ`ቲ ዘለወን ቁጠባዊ ሓይሊ ፡ ፖለቲካዊ ሓይሊ ዝሓዛ ብዙሓት እየን ። ኣብ ዝኾነ ማሕበራዊ ሕቶ ፡ ብቐዳማይ ዝጥቀስ ነጥቢ እንተልዩ`ውን ጠለብ ጸዓት ስለዝኾነ ኣገዳስነቱ ኣብ ዝኾነ እዋን ዘይቅንስን ዘይጎድልን እዩ ። ኣብ ሃገርና`ውን እዚ ጠለብ እዚ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናዓበየ ዝመጽእ እምበር ዝጎድል ኣይኮነን ። መንግስቲ ኤርትራ ነዚ ጠለብ እዚ ንምምላእ ብዙሕ ንጥፈታት ከካይድ ተራእዩ እዩ ። ከም ኣካል ናይ'ዚ ንጥፈታት ድማ ምትካል ተተካኢ ጸሓያዊ ጸዓት (solar plantation) እዩ ። ተተካኢ ጸሓያዊ ስርዓት ኣብዚ እዋን ካብቶም ኣገደስቲ ተክኖሎጂ እናኾነ እዩ ዝመጽእ ዘሎ ። ኣገዳስን እዋናውን ተክኖሎጂ ብምኳኑ ድማ ዝያዳ ካልእ እዋን ብዙሓት መንግስታት ተገዳስነቶም ኣብዚ ዓውዲ`ዚ እናዓበየ ይመጽእ ኣሎ ። እቲ ምኽንያት ካብ ዝኾነ ጽግዕተኛነት ስለ ዘድሕን እዩ ። ነዚ ክልሰ ሓሳብ መሰረት ብምግባር ድማ ኣብ ዓዲ ሃሎ ናይ ክልተ ሜጋዋት ከምኡ`ውን ኣብ ገርገራ ናይ 4 ሜጋዋት መመንጩዊ ጸዓት ተተኺሉ ኣብ ምጽፋፍ ይርከብ ። ንሎሚ እምበኣር ኣብዚ ዓቢ ፡ ብሃገር ደረጃ ተታሒዙ ዝሰላሰል ዘሎ ፕሮጀክት ብተወፋይነት ምስ ዝሰርሑ ዘለዉ መንእሰያት ሰብ ሞያ የዕሊልና ኣለና ፡ ሰናይ ምክትታል ።



**• ብመጀመርታ ምስ ኑበስኻ ከተላልየና፧**

ስመይ ስምኦን መብራህቱ ወልዱ እበሃል። ብ1979 ዓ.ፈ- ውሒ ኣብ ትብሃል ዓዲ ድማ ተወሊደ። ዕድመይ ንትምህርቲ ምስ ኣኸለ ድማ ኣብ ኣስመራ ኣብ ዝተፈላለዩ ኣብያተ ትምህርቲ ክሳብ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ተኸታቲለ። ኣብ 2000 ዓ.ም ናይ ተክኒካል ዕድል ስለ ዝረኸብኩ ንሰለስተ ዓመታት ብዓውዲ ኤለክትሮኒክስ ክመሃር ድሕሪ ምጽናሕ፡ ኣብ 2003 ብማዕርግ ዲፕሎማ ክምረቕ በቒዐ።

**• ዓውዲ ኤለክትሮኒክስ ምስ'ዚ ሕጂ ትሰርሖ ዘለኻ ሞያ ምትእስሳር ኣለዎ ድዩ፧**

ብርግጽ ብዙሕ ምትእስሳራት እዩ ዘለዎ። ዓውዲ ኤለክትሮኒክስ ገፌሕ ዓውዲ እዩ። እዚ ተተካኢ ጸዓት ድማ እዋናዊ ተክኖሎጂ ናይ'ዚ ዓውዲ እዩ። ስለዚ ዓውዲ ተተካኢ ጸዓት ኣብ ውሽጢ ዓውዲ ኤለክትሮኒክስ እዩ ዝጠቓለል ማለተይ እየ።

**• ኣብ'ዚ ሞያ`ዚ ዘለካ ተመኩሮ ከመይ እዩ ዝመስል፧**

ኣብ 2004 ናብ ኢቴክ ኤርትራ ካብ ዝምደብ ኣትሒዘ ንኣስታት 13 ዓመታት ከም ክኢላ ኣይቲ (IT)፡ ምጥጣም ኮምፕዩተራት ከምኡ`ውን ክኢላ ናይ ምጽጋን ዝተፈላለያ ኮምፕዩተራት ኮይነ ኣገልጊለ። ካብኡ ቀጺለ ድማ ናብ'ዚ እዋናዊ ዝኾነ ኣገዳሲ ሞያ ተሰጋጊረ። በዚ ሞያ`ዚ ድማ ንልዕሊ 2 ዓመታት ሰሪሐ ኣለኹ። ኣብ'ዚ ውሽጢ ክልተ ዓመታት ድማ ናይ ዓዲ ሃሎ 2 ሜጋዋት ክንሰርሕ



ከለና፣ ኣብ ገርገራ ድማ ክሳብ 4 ሜጋዋት ዝበጽሕ ጸሓያዊ ጸዓት ተኺልና ኣብ ምጽፋፍ ንርከብ ኣለና።

**• ክሳብ ሕጂ ኣሰላሲልኩሞም ዘለኹም ስርሓት ኣገዳስነቶም ከመይ ትርእዮም፧**

ብዛዕባ ኣገዳስነት ናይ'ዞም ዝሰላሰሉ ዘለዉ ፕሮጀክትታት ክገልጽ እንተ'ኾይነ ዝያዳ መግለጺ ዘድልየኒ ኣይመስለንን። ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ይኹን ዋላ ዝሓለፉ እዋናት፡ ዓለም መዐቀኒ ሓይላ ጸዓት እዩ። ናይ ተተካኢ ጸዓት ፕሮጀክትታት ድማ በዚ ምኽንያት እዩ ዝያዳ ኣገዳስነት ዘለዎ። ምኽንያቱ ካብ ጽግዕተኛነት ስለ ዘድሕነካ። ዝያዳ ከም ሃገር ድማ ኣብ ተተካኢ ጸዓት ብልጫ ኣለና። ኤርትራ ዝበለጸ ናይ ጸሓይ ህርመት (ዲግሪ) ኣለዋ። እዚ ማለት ድማ ብማዕረ ዓቐንን ብዝሕን ፓነላት ዝያዳ ካልእ ሃገር ኤርትራ ዝያዳ ሓይሊ ክተመንጩ ትኽእል ኣላ ማለት እዩ። ኤርትራ ካብ 13-22 ዲግሪ ናይ ጸሓይ ህርመት ኣለዋ። እዚ ድማ ካብቶም ኣድማዕቲ ናይ ጸሓይ ህርመት ምኳኑ እዩ ስነ ፍልጠት ዝሕብረና።

**• ክሳብ ሕጂ ኣሰላሲልኩሞም ዘለኹም ስርሓት ከመይ ይመስሉ፧ ክሳብ ክንደይ ዝኣክል ሓይሊ እየም`ከ ከመንጭው ዝኽእሉ፧**

ክሳብ ሕጂ ናይ 6 ሜጋዋት ከመንጩ ዝኽእል ፕሮጀክትታት ሰሪሕና ኣለና። እዚ ማለት ድማ ኣብ ዓዲ ሃሎ ናይ 2 ሜጋዋት ከምኡ`ውን ኣብ ገርገራ ኣብ ክልተ ቦታታት ንናይ 2 ሜጋዋት ሓይሊ ከመንጩ ዝኽእል ጸሓያዊ ጸዓት ተኺልና ኣለና። 2 ሜጋዋት ክንብል ከለና ቀሊል ሓይሊ ኣይኮነን። ክሳብ ማእከላይ ዕቤት ዘለወን ከተማታት ንኣብነት ከም በዓል ዓሰብ ምሉእ ብምሉእ ኩተስእ ዝኽእል ሓይሊ ኣለዎ። ሓንቲ ፕሮጀክት ማለት ናይ 2 ሜጋዋት ጸዓት ኩተመንጩ እትኽእል ክሳብ 6500 ፓነላት ኩተጠቕልል ኮላ ኣብ 220 ሜትሮ ዝነድኑ ከምኡ`ውን 230 ዝንውሓቱ ስፍሓት መሬት ተደኪኑ ድማ ይርከቡ።

**• እዚ ጸዓት`ዚ ኣብ ምንታይ ዝውዕል ይኸውን፧**

እዚ ሕቶ`ዚ ብዓቢኡ ንመንግስቲ ዝምልከት እኳ እንተ ኾነ፡ ከም ዝመስለኒ ግና ነቶም ኣብዚ ከባቢ ዝነብሩ ልምዓታዊ ንጥፈታትን ኣብዚ ከባቢ ዝርከባ ዓድታትን ቀዳምነት ዝሁብ ኮይኑ እስመዓኒ።

**• ኣብዚ ፕሮጀክት እዚ ተዋፊርም ዘለዉ ሰብ ሞያ ከመይ ከመይ እዮም ዝመስሉ፧**

እቲ ቀንዲ ስራሕ ሶላር ምትካል እኳ እንተ ኾነ፡ ምስኡ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ ኣዝዩ ብዙሕ ሞያ ዝሓትት ንጥፈታት ኣሎ። መጀመርታ እቲ ውጥን ምስ ወጸን እቲ ዝትከለሉ ቦታ ምስ ተወሰነን፡ ቀዳሞት ናብ ስራሕ ዝዋፈሩ፡ ክኢላታት ናይ ዓበይቲ ማሽነሪታት እዮም። እቲ ቀንዲ ስርሖም ድማ ነቲ ዝተመርጸ መትከሊ ቦታ፡ ምምድማድን ምምዕርራይን እዩ ስርሖም። ነቶም ናይ ማሽነሪ ክኢላታት ሰዒቦም ናብ ቦታ ስራሕ ዝዋፈሩ ክኢላታት ድማ እቶም ዳህሰስቲ(ሳርቨየራት) እዮም። ናይቲ ዝተመድመደ ናይ ስራሕ ቦታ ብግቡእ ዳታ ድሕሪ ምምዝጋብ፡ እቲ ዝተከል ዓንድታት ኣብየናይ ነጥብታት ክቕመጡ ከም ዘለዎም ይውስኑ። ካብኡ ቀጺሎም ስርሖም ዘሰላስሉ ድማ እቶም ናይ ምትካል ክእለት ዘለዎም ክኢላታት እዮም። ዘድልየም የዕኑድ ምስ ተኸለ፡ ካብኡ ቀጺሎም ዝመጹ ኩሎም ዘድልዩ ንጥፈታት በዞም ሰብ ሞያ እዮም ዝሰላሰሉ። ስለዚ እዚ ስራሕ እዚ ብምትሕብባር ናይ ዝተፈላለዩ ኣካላት ዝሰላሰል ስራሕ እዩ። ብመንጽር ኣገዳስነት ናይ'ዚ ስራሕን ዝጠልቦ ብዝሒ ሞያን ኣብ ግምት ኣትዩ ድማ ኣብዚ ሕጂ እዋን ብዝሒ ኣባላትና እናበረኸ እዩ ዝመጽእ ዘሎ። ኣብ መጀመርያ ኣብ ዓዲ ሃሎ ስራሕ ክንጅምር ከለና ከባቢ 25 ዝበርና ሕጂ ግና ናብ ከባቢ 500 ሰባት በሪኹ ኣሎ።

**• ፍሉይነት ናይ'ዚ ስራሕ ከመይ ምገለጽካዮ፧**

ኣብ ርእሲ`ቲ ዘለዎ ኣገዳስነት ምሉእ ብምሉእ ብውሽጣዊ ዓቕሚ ዝስራሕ ዘሎ ዓቢ ፕሮጀክት ብምዃኑ ሓደ ፍሉይነት ኮይኑ እስመዓኒ። ካብ ሓለፍትና ጀሚርካ ክሳብ ተራ ኣባላትና ኩሉ ብኤርትራዊ ዓቕሚ ተሸፊኑ ስለዘሎ ዓቢ ብልጫ እዩ። ከም ተወሳኺ`ውን ኣብ ኣባላትና ዘሎ ናይ ምትሕግጋዝ መንፈስን ወሀደትን እቲ ካልእ ፍሉይነት ናይ ትካልና እዩ።

**• እዚ ዝርአየና ዘሎ ኣብ ማእከል ናይ'ዚ ፓነላት ተሰሪሑ ዘሎ ገዛ ንምንታይ እዩ ዝጠቅም፧**

ኣሰራርሓ ናይ'ዚ ስራሕ ቁሩብ ከብርሃልኩም። ጨረራታት ናይ ጸሓይ ኣብ'ዚ ፓነላት ምስ ዓለበ፡ እቶም ፓነላት ኤለክትሮንስን ፕሮቶንስን (electrons and protons) ዝበሃሉ ባእታት ይፈጥሩ እሞ፡ ተኣኪቦም ድማ ናብ'ዞም ነንኣሸቱ መአከቢ `ጃንክሽን ቦክስ` ይኸዱ። ካብዞም ጃንክሽን ድማ ተኣኪቦም ናብዚ `ኢንቨርተር ሩም` ኢልና ንጽውዖ ገዛ የምርሑ። በዞም ኣብዚ ገዛ ተተኺሎም ዘለዉ መሳርሒታት ድማ ናብ'ቲ ልሙድ ንጥቀመሉ ናይ ኤለክትሪክ ሓይሊ ተቐይሮም ኣብ

ኣገልግሎት ይውዕሉ።

***

- **ብመጀመርታ ክንላለየካ፧**

ስመይ ሳሚ በሸር እበሃል። ብ1998 ኣብ ዓዲ በርብር ዝበሃል ኣብ ንኡስ ዞባ ዒላበርዕድ ዝርከብ ዓዲ ተወሊደ። ናይ መባእታን ማእከላይ ደረጃን ትምህርተይ ኣብ ባልዋ ክከታተል ከለኹ፣ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ክሳብ ዓሰራይ ክፍሊ ማለተይ እየ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዓወት ኣብ ዒላበርዕድ ትርከብ ቤት ትምህርቲ ተኸታቲለ። ኣብ ዓሰራይ ክፍሊ ናይ ቴክኒክ ዕድል ድሕሪ ምርካበይ ናብ ቴክኒካዊ መሰልጠኒ ማእከል ማይ-ሓባር ብምኻድ ናይ ክልተ ዓመት ትምህርቲ ተማሂረ። ብዓውዲ ኤለክትሪክሲቲ ድማ ክምረቕ በቒዐ።

ናይ ማይ-ሓባር ትምህርተይ ምስ ዛዘምኩ ሃገራዊ ግቡኣይ ንምፍጻም ናብ ሳዋ ምስ 31 ዙርያ ድሕሪ ምውራደይ፣ ግቡእ ታዕሊም ብምውሳድ ሃገራዊ ጉቡኣይ ፈጺመ። ብመሰረት ዝተጉበረልና ምምዳብ ድማ ኣብዚ በጺሑኒ ዓቕመይ ኣብ ምብርኻት እርከብ ኣለኹ።

- **እቲ ዘጽናዕካዮ ዓውዲ ምስ'ዚ ሕጂ ትሰርሖ ዘለኻ ዓውዲ ምትእስሳር ኣለዎ ድዩ፧**

እወ ኣለዎ። ብዙሕ ምትእስሳር ከኣ እምበር። ኣብ ማይ ሓባር ኤለክትሪሲቲ እናኣጽናዕና ከለና፣ ነዚ ናይ ሶላር (ተተካኢ ጸዓት) ጽቡቕ ገይርና ኢና ተንኪፍናዮ። እቲ ዝጸንሓና ናይ ክልሰ ሓሳብ ኣፍልጦ ምስ'ዚ ሕጂ ንረኽቦ ዘለና ትምህርትን ተመኩሮን



ተሓጊዝና ኣብ ጽቡቕ ኩነታት ኢና ዘለና።

- **መጀመርታ ኣብ'ዚ ምስ ተመደብካ ዝተሰምዓካ ስምዒት፧**

ከምዚ ኣቐዲመ ዝበልክዎ፣ መጀመርታ ናብ'ዚ ተመዲብና ክንመጽእ ከለና ናይ'ዚ ሞያ`ዚ ክልሰ ሓሳብ (theory) ጥራይ እዩ ነይሩና። ኣብ'ቲ መጀመርታ ዝወፈርኩሉ መዓልቲ ድማ ከመይ ገይረ ክኽእሎ እየ እናበልኩ እየ ዝሸከፍ ነይረ። ኣሃን ብጾተይን`ውን ነቲ ፓንላት ከይንሰብሮን ከይንጽይቐሎምን ፈሪሕና ካብቲ ስራሕ ንግለል ነይርና ኢና። ምስ ግዜ ግና እቶም ኣብኡ ዝጸንሑ ዓበይቲ የሕዋትና ሞራልን ተስፋን እናሃቡ ከርእዩና ምስ ጀመሩ ግና ቀልጢፍና ምምሕያሽ ኣርኢና። ብፍላይ ባዕልኹም ኩሉ ነገራት ስርሕዎ ኢሎም ምስ ገደፉልና እሞ ተቐይርና ኢና። ርእሰ ተኣማንነት የዕቢና። ክእለትና`ውን ብኡ መንጽር ዓብዩ።

- **ብንእሽተኻ እንታይ ክትከውን ኢኻ ትብህግ ነይርካ፧**

ብንእሽተይ ከለኹ`ኳ ኣውቶመካኒክ እየ ክኸውን ዝደሊ ነይረ። ኣብ'ቲ መሰልጠኒ ማእከል ምስ ኣተኹ ግና ኤለክትሪክሲቲ መሪጸ። ሕጂ ድማ ውጽኢት ናይ'ዚ ዓውዲ ዝኾነ ምትካል ተተካኢ ጸሓያዊ ጸዓት ኣብ ምስራሕ እርከብ ኣለኹ። ደስ ዝብል ሞያ እዩ። በዚ ሐጓዮ ዘለኹ ሞያ ድማ ክዓቢ ተስፋ ይገብር።

- **ኣብ'ዚ ቦታ ምስ መጻእካ ዝረኸብካዮ ተመኩሮ ከመይ ይመስል፧**

ኣዝዩ ብዙሕ እምበር። ብዓቢኡ እቲ ብክልሰ ሓሳብ ጥራይ ዝፈልጦ ዝነበርኩ ምትካል ናይ ተተካኢ ጸዓት ኣብዚ ብኣካል፣ እሞ ድማ ባዕለይ ክተክል ምብቃዐይ ንዓይ ሓደ ዓብ ተመኩሮ እዩ። ካልእ ድማ ካብ መሳርሕተይ ዝተመኮርኩዎ ተጻዋርነትን ናይ ስራሕ መንፈስን ንዓይ ቀሊል ተመኩሮ ኣይኮነን።

- **እዚ ሞያ`ዚ ኣብ ቀጻሊ ኣብ ሂወትካ ክህልዎ ዝኽእል ተራ ከመይ ትገልጾ፧**

እዚ ሞያ`ዚ ቀሊል ሞያ ኣይኮነን። ብፍላይ ኣብዚ ሕጂ እዋን፣ ዓውዲ ኤለክትሪክሲቲን ኤለክትሮኒክስን በዚ ሓድሽ ቴክኖሎጂ ዝኾነ ናይ ተተካኢ ጸዓት እናተዓብለለ እዩ ዝመጽእ ዘሎ። እዚ ማለት ድማ ኣብ ቀጻሊ በዚ ሞያ`ዚ ሰፊሕ ናይ ስራሕ ዕድል ክፍጠር እዩ ማለት እዩ። ስለዚ ነዚ ሕጂ ሐጓዮ ዘለኹ ሞያ ብዝለዓለን ብዝበለጸን መንገዲ እንተ ኣዕቢየዮ ኣብ ቀጻሊ በዚ ሞያ`ዚ ውሑስ ዝኾነ መነባብሮ ክገብር ዝኽእለኒ ሞያ ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ።

- **ክትብሎ ትደሊ ነገር ተሃልዩ ዕድል ክህበካ፧**

ቀዳማይ ነገር እዞም ኣብዚ ዘለና ሓደስቲ መንእሰያት፣ ከምቲ እዞም ኣብዚ ዝጸንሑና የሕዋትና ገይሮም ዝተቐበሉናን ጽቡቕ ምክንኻን ዝገበሩልናን ንሕና`ውን ነዚ ቁዱስ ተግባር ብምስዓብ ነቶም ብሕጂ ዝጸንበሩና ኣባላት ጽቡቕ ገይርና ክንቕበሎምን እታ ንፈልጣ ሓሳብ ከነካፍሎምን በዚ ኣጋጣሚ`ዚ ክላቦ ይፈቱ።

***

- **ክንላለየካ፧**

ስመይ ሳሚኤል ኣማኒኤል ይበሃል። ኣብ ውጡሕ ዝበሃል ኣብ ንኡስ ዞባ ደቀምሓረ እየ ተወሊደ ዓብየ። ካብ 1-5 ክፍሊ ኣብ ቤት ትምህርቲ ፍረሰወኣት ማይዕዳጋ ተማሂረ። ናይ ማእከላይ

ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ጉራዕ ተደኩኑ ዝርኩብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ክመሃር ከለኹ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህረተይ ድማ ኣብ ደቀምሓረ ተኸታቲለ። ምስ መበል 28 ዙርያ ናብ ሳዋ ድሕሪ ምውራድ ሃገራዊ ጉበኣይ ዛዚመ። ኣብ ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ነጥቢ ከምጽእ ብዘይምኽኣለይ ኣብ ሳዋ ንሓደ ዓመት ዝኣክል ከም ዓላማይ ኮይነ ኣገልጊለ ነይረ። ድሕሪ ዓመት ዓዲ ሃሎ ብዝዛበና ዕድል መሰረት ናብ ዓዲ ሃሎ ብምኻድ ናይ ምትካል ሶላር ናይ ዓመት ትምህርቲ ድሕሪ ምውሳደይ ኣብዚ ሞያ`ዚ ብብቑዓት ጉበኣይ ኣብ ምብርካት ይርከብ ኣለኹ።

• **ኣብ ግዜ ንእስነትካ ብዛዕባ ሶላር ኣፍልጦ ነይሩካ`ዶ፧**

ብዛዕባ ሶላር ዋላ ሓንቲ ኣፍልጦ ኣይነበረንን። እቲ ባህግን ድሌትን ግና ነይሩኒ እዩ። ብንእሽተይ ከለኹ ኣብ ኤለክትሮኒካዊ መሳርሒታት ብዙሕ እግደስ ነይረ እየ። ባዕለይ ሓርኮትኮት እናበልኩ ድማ ዝተፈላለዩ ንብረታት ከዕሪ እፍትን ነይረ። እዚ ሞያ እዚ ሕጂ በዚ ዝዓበየ መልክዑ ክወስዶ ምኽኣለይ ዘሐጉስ ነገር እዩ። እዚ ናይ ሶላር ምትካል ይኹን ምስኡ ዝተኣሳሰር ስርሓት ግና ንመጀመርታ ግዜ ሕጂ እየ ኣብ ዓዲ ሃሎ ዝወሰዶ ዘለኹ።

• **እቲ እዋን ትምህርቲ ከመይ ትገልጾ፧**

እቲ ትምህርቲ ናይ ዓመት ትምህርቲ እዩ ነይሩ። ጽቡቕ ኢና ተማሂርና። ቁሩብ መምሃራን ውሑዳትና ብምንባርና እንተዘይኮይኑ፡ እቲ ናይ ምምሃርን ምስትምሃርን ብጽቡቕ ኢና ኣኪይድናዮ። ብፍላይ ኣባና ብዙሕ ተገዳስነት ነይሩ። ምኽንያቱ ኑቲ ዝተዋህበና ካልኣይ ዕድል ብግቡእ ክንጥቀመሉ ሓሳብ ስለ ዝነበረና።

• **ኣብዚ ስራሕ ዘርባሕካዮ ነገር እንታይ፧**

ኣዝዩ ብዙሕ እዩ። እቲ ቀዳማይ ነገር ዓቢ ሓላፍነት ተሰኪምካ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ዓቢ ፕሮጀክት ክትሰርሕ ቀሊል ነገር ኣይኮነን። እትረኽቦ ተመኩሮ`ውን ናይ ብሓቂ ንቕጻሊ ዕቤትካ ዘገድስ ነገር እዩ። ብዓቢኡ ድማ ካብቶም ኣብዚ ዝጸንሑና ዓበይቲ የሕዋትና ዝረኸብናዮ ተመኩሮን ትምህርትን ዓቢ ነገር እዩ ንዓይ። ካልእ ቀሊል ዝመስል ግና ኣዝዩ ወሳኒ ነገር ኣብዚ ስራሕ ዝጸናሓንን ኣነ ዝወረስክዎን ነገር ናይ ስራሕ መንፈስን ሓላፍነት ምስካምን እዩ። ዝኾነ ይኹን ሰብ ምስ'ቲ ዓቕሙ ዝኸይድ ሓላፍነት እንተሂብካዮ ሕማቕ ዝበሃል ሰብ የለን።



• **ብድሆታት ናይ'ዚ ስራሕ ክትገልጸልና፧**

ብድሆ!!! ክሳብ ሕጂ ብዙሕ ዝጋነን ብድሆ ኣየጋጠመናን። ኣብ'ቲ መጀመርታ ሕጽረት ናይ መሳርሒ ነይሩና። ሕጂ ግና ብዓቕሚ ሰብ ይኹን ብመሳርሒታት ኣብ ጽቡቕን ዝተኣማምንን ደረጃ ኢና ዘለና። እዚ ስራሕ ጥንቃቐ ዝሓትት ስራሕ እዩ። እቲ ፓነል ኣዝዩ ረቂቕ ስለዝኾነ ናይ ብሓቂ ጥንቃቐ ዝሓትት እዩ። ከም ተወሳኺ ኩሉ ንጥፈታትና ኣብ ቃልዕ እሞ ድማ ኣብ ርእሲ ፓነል ኮይንና ስለ ንካይዶ ናይ ጸሓይ ነገር ከም ብድሆ ክሕሰብ ይከኣል እዩ። ክሳብ ሕጂ ግና ዝጥቀስ ብድሆ ኣይገጠመናን ዘሎ።

• **ኣብዚ ሞያ`ዚ ዕዉት ንኽትከውን ዘድልዩኻ ሰለስተ ነገራት ክትጠቕሰልና፧**

ቀዳማይ ነገር ተጸዋርነትን ጥንቃቐን ክህልወካ ኣለዎ። ካልኣይ ነገር ድማ ናይ ምምሃር ድሌትካን ናይ ምብህሃል ክእለትካን ክተዕቢ ኣለካ። ሓንቲ ነገር ኣብያትኒ ኢልካ ቀልጢፍካ ተሰፋ ክትቆርጽ የብልካን። እዞም ነጥብታት ኣብዚ ሞያ ዕዉት ኮይንካ ክትወጽእ ዝሕግዙ ኣገደስቲ ነጥብታት እዮም።

• **ክተመስግን ዕድል ክህበካ፧**

ካብ ሓላፊና ኣኽሊሉ (ቸንቶ) ጀሚርካ ክሳብ ተራ ኣባላት፡ ስለ'ቲ ዘለዎም ወህደትን ናይ ምትሕግጋዝ መንፈስን ከመስግኖም እፈቱ። ንዓኹም ንመጽሔት መንእሰይ ድማ ብኣካል ናብ'ዚ ቦታ ስራሕና መጺእኩም ስራሕና ከተቃልሑ ተበግሶ ምውሳድኩም ብልቢ ኣመስግነኩም።

※ ※ ※



ኣካዳሚ

ጀሚል ሰዒድ

# ናብ ዋርሳይ ይከኣሎ - ሳዋ ቅድሚ ምብጋስና

ዝበዝሕና ተመሃሮ፡ 11 ክፍሊ ክንበጽሕ እንከለና ኣትሒዙ ዝሰማዕና ስምዒት ኣሎ። ዕላልና፡ መጸናናዕትና፡ ምይይጥናን ካልእን ብዛዕባ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ - ሳዋ'ዩ ዝነበረ። ንገለና ናብ ሕልምና ንቐርበሉ ግዜ እዩ። ንገለና ርእስና ንኽእለሉ ግዜ ዝቐረበና ኰይኑ ይስምዓና። "ኣኸሉና፡" ብዝብል ናብ ምሉእ ናጽነት ዝቐረብና ኰይኑ ዝስመና'ውን ኣይንስኣንን። እቲ ዝዓበየ ግን ናይ ትምህርትና ሕቶ'ዩ። ምስ'ዚ ኹሉ ሓደስቲ ስምዒታት ምቕናይና ኣይሰልከየናን። ኣብ'ዚ እዋን ዝሰማዕና ንእሽቶ ወጥሪ'ውን ኣሎ። ናብ ሓላፍነት እናቐረብና ስለ እንኸይድ ዘለና ደዩ ናይቲ ካብ ታሽዓይ ክፍሊ ኣትሒዝና ዝተጓዓዝናዮ ጉዕዞ ክንምዘግብ ምኽንና ስለ ንፈልጥ ደዩ ካብ ገዛና ወጺእና ምስ ብዙሓት ምንባር ስለ ዘኸብደና ደዩ ካብ ኣሊይ መሊይ ናይ ስድራና ክንወጽእ ስለ ዘፍርሓና ደዩ ንለውጢ ደፊርና ስለ ዘይንገጥሞ ደዩ እንደዒ መቸም፡ ድምር ናይዚኦም ካልእን ክኸውን ይኽእል።

ሳዋ እናኸድካ ዝስመዓካ ስምዒት፥ ምፍልላይ ናይ'ቶም ንዓሰርተ ሓደ ዓመት ኣብ ጐድንኻ ደው ዝበሉ ስድራኻን ፈተውትኻን ጥራይ ኣይኮነን፡ ከም ዝመስለና። ነቲ ዓሰርተታት ዓመታት ምሳኻ ዝነበረ ባህሪ ምስ'ቲ እትነብረሉ ከባቢ ተኣሳሲሩ ዝዓቢ እዩ። ጸባሕ ሳዋ ምስ ኣተኻ ዘሎ ስድራቤት፡ እዚ ባህርኻ ዝቕይር ኰይኑ ዘይስመዓካ ግዜ ኣሎ። ብዓበኡ ኸኣ ነታ ትፈትዋ ናይ ካልኣይ ደረጃ ህይወትካ ድሓን ከኒ ትብላ ስለ ዘለኻ ክኸብደካ ይኽእል። ገለኦም ምሳኻ ዝጸንሑ ስምዒታት ግሒጥካ ክትገትሖም'ውን ቀሊል ስለ ዘይኰነ ኣብ ርእሲ ዞሎታ ተወሰኽታ ይኾኑ። እቲ ዝዓበየ ግን ካልእ'ዩ። ናብ ሳዋ ክንከይድ



እንከለና፡ ኩሉ ሰብ ናይ ምምላስና ከም ዝሓስብ ንፈልጥ ምኽንና እዩ። እዚ ናትና ሓላፍነት'ኳ እንተ ኾነ ጾር ዘሰክመና ኰይኑ'ዩ ዝስመዓና። ንኹሉና ብሓደ ዓይኒ ዝሕልፍ ነጥቢ ሒዝና ክንመጽእ ከም ዝጽበዩ ኣጸቢቕና ንፈልጥ ኢና። ዋላ'ኳ ዘዕገብ ነጥቢ ሒዝካ ምምላስ ናትና ዕዮ-ገዛ እንተ ኾነ ተወሰኸ ዕዮ-ገዛ ዝሃበና ክመስለና ይኽእል'ዩ።

ኩሉ ንድሕሪት ገዲፍና ናብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ክንቀውል እንከለና እንዓጥቆ ዕጥቂ'ኸ እንታይ'ዩ?

እቲ ዝበዝሐ ክልተ ዓይነት ስንቂ'ዩ ዝፈጸር። እታ ሓንቲ ክዳውንቲ፡ ዝበልዕ ዝስተ፡ ወዘተ. ዝሓዘት ኣብ ቦርሳ ትጥርነፍ እያ። እታ ሓንቲ፥ ተስፋ፡ ድልውነት፡ ራኢ፡ ወዘተ. ዝሓዘት ከኣ ኣብ ኣእመሮ ትጥርነፍ እያ። ሕጂ ኣገዳሲ ዘሎ እቲ ናይ ኣእምሮ ስንቂ'ዩ። ኣብ ኣእምሮና እንቋጽሮ ስንቂ ኣጸፊርና ምፍላጥ የድልየና። ካብቲ ብዙሕ ክንቋጽሮ ዝግበኣና ቀሩብ ክንጠቕስ።

## 1. እወታዊ ኣተሓሳስባ

መንፈዓት ንኹሉና እተዓደለ ጸጋ'ዩ። ናብ ሳዋ ንኽቅል ተመሃሮ ናይ ምሕላፍ ዕድል ኣለና። "ክሰእ ኣነ ደኣ ኣርማይ" ዝበል ሓሳብ ኣብ ኣእምሮና ቦታ ኣይንሃቦ። "ክሓልፍ'የ፡" ዝበል ወኒ ክሀሉ ይግባእ። ባዕልኻ ከይተበግሶካ ክትሓልፍ ኣይትኽእልን ኢኻ፡ "'ክሓልፍ እየ፡' ኢልካ ዝሕለፍ እንተ ዘኸውን ኩሉ ሰብ ምሓለፈ፡" ዝበል ሓንኳል ሓሳብ ክመጽኣና ይኽእል። ከም ትሓልፍ እንተ ዘይኣሚንካ ከመይ ኣብልካ ክትጽዕር ክትፍትን። እንተ ዘይጸዓርካሽ እታ ምሕላፍ ብኸመይ ትረኽቦ። ከም ትሓልፍ ምእማን እምበኣር መሰረት ናይ ጻዕሪ እያ። ኣብዘን ዝሓለፋ ሰለስተ ዓመታት - ታሽዓይ፡ ዓሰራይን ዓሰርተው ሓደን ክፍሊ - ከምቲ ዝድለ ኣይጸዓርናን ኔርና ክንከውን ንኽእል ኢና። እዚ ብጹጋማይ ዓይኒ

እንተ ርኢናዮ፡ 'ኦሮማይ' ኩብለና ይኽእል። ዝበን እተጠቕሳ ክፍሊታት ቀድሚ ዓሰርተው ክልተ ክፍሊ ደጊምካ ርኢኻየን ክትከይድ ጸቡቕ'ኳ እንተ ኾነ፡ እቲ ኣብ ኢድካ ተሪፉ ዘሎ ግዜ'ውን እኹልን ትሩፉን እዩ፥ ጥራይ ምብጋስ።

2. **ዕላማ**

ዕላማ ዘይብሉ ጉዕዞ የለን። ናይ ትምህርቲ ጉዕዞና ኸኣ ብዙይ ትርጉም ኣይኮናን እንጓዕዞ። ስለምንታይ ንመሃር ኣለና፣ ንኽንፈልጥ ጥራይ ዲና እንመሃር፣ ከምኡ ኢልናኸ ንሕበሽና ሓቲትናያ ንፈልጥዶ፣ እዘን ሕቶታት ምምላስ ናብ ዕላማና ከም ምብጻሕ ክኸውና ይኽእላ ይኾና። "ሓደ መዓልቲ ኣብ ከምዚ ክበጽሕ ኣለኒ" ኢልና ዝሓዝናዮ ዕላማ ክህሉ ይኽእል። ናብ ዋርሳይ ይካኣሎ ክኸይድ እንክለና ንኸውልና ሓደ ወይ ተመሳሳሊ ዕላማ'ዩ ዘሎና። እቲ መሰረታዊ ዕላማና ናብ ኩሉ ንምስዋጋር እዩ። እዚ ዕላማ ኣብ ፊትና ኣቐሚጥና ብዘይ ምስልካይ ናብኡ ጥራይ ምጥማት የድሊ።

3. **ሜላ ኣጸናንዓ**

ኣብ ካልኣይ ደረጃ እንከለና እንጥቀመሉ ዝነበርና ሜላ ኣጸናንዓ ክህሉወና ይኽእል። ኣቲትና ሜላ ኣጸናንዓ ክጸንሓና ይኽእል'ዩ። ኣብ ሓደ ደረጃ ዘዐውተና ሜላ ኣጸናንዓ፥ ኣብ ካልእ ዘይከዐውተና ይኽእል ይኸውን። ኣብዚ ቀረባና ዘሎ ግን ንሜላ ኣጸናንዓና ዝቕይር ዓቢ ነገር የለን። ኣብ ሜላ ኣጸናንዓና እምንቶ ክህሉወና ይግባእ። ሃንደበት ብዙይ መጽናዕቲ ሜላ ኣጸናንዓ ምቕያር ጠቓሚ ዘይኮነውን ይኽእል እዩ። ገለ ተመሃሮ ቀልጢፎም ሜላ ኣጸናንዓ ጉርጒቶም ክጥቀሙ ዝረኣዩ ኣለው። ገለ'ውን ንሜላ ንፉዓት ዝበሉዎም ተመሃሮ ክኽተሉ ዝፍተኑ ኣለው። ዝኾነ ሜላ ዘይነበሮ፡ ምናልባት ካብቶም ንፉዓት ክምኩር ጸቡቕ ክኸውን ይኽእል እዩ። እቶም ስሩዕ ኣገባብ ኣጸናንዓ ዝነበርና ግን ብዙይ መጽናዕቲ ሜላና ምቕያር ጉድኣቱ ከይዓበየና ምጥንቃቕ የድሊ። ኣብ መደቀሲና ወይ ክፍሊና እተፈላለየ ሜላ ኣጸናንዓ ክጸንሓና ጸቡቕ እዩ። ኩሉ ተመሃራይ "የዋጽኣኒ'ዩ" ዝበሎ'ዩ ዝዝውር።

4. **ጽልዋ መሓዙ**

ጽልዋ መዛና እንተ ዘይኣስተውዒልካሉ እንተ ናብ ጸቡቕ እንተ ናብ ሕማቕ ቡብቑሩብ ዝወስድ ውሒጅ እዩ። ናብ ጸቡቕ እንተ ኾይኑ "ሻነይ"፣ ናብ ሕማቕ ግን ክንጥንቀቕ የድሊ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይካኣሎ ምዱብ ናይ መጽናዕቲ ግዜ ስለ ዘሎ ብመደብት ትሳቐየሉ ነገር የለን። እተን ካብ ትምህርቲ ወጻኢ ዘሎዋ ግዜ ብኸመይ ትጥቀመለን ናትካ መደብ ምስራዕ ኣድላዪ እዩ። ኣብ መጽናዕትኻ እቲ ክትሸፍኖ ዝሓሰብካ ከም መደብካ ሽፍኖ። ካልኦት ዝሸፈንዎ ምስቲ ናትካ ዘይመዛዘን እንተ ኾይኑ ኣይትሰንብድ። ናትካ መደብ ጥራይ ግበር። ኣብ ንዅሉ-ነብስኻ ምሉእ እምንቶ ይሃሉኻ። ብዙይካ ጽልዋ መሓዙኻ፥ ጽልዋ ተወሃቦኣዊ ዝንባለ'ውን ኣትከርኻ ምጥማት የድልዮ። ሳዋ መርሖ እተዓጽወ ዝንባሌታት ኢዩ። ብዋዝብሪ ኣብ ዝሓለፉ ዙራት ክንደይ ድንቂ ተወሀቦኣም ዝመርመሩ መንእሰያት ኣለው። ሽሕ'ኳ ተውሂቦኻ ምፍላጥ፡ ዝንባለኻ ኣለሊኻ ክትግልሎ ክትጽዕር ግቡእ እንተ ኾነ ግዜ ቦታን ክትመርጸሉ ኸኣ ኣገዳሲ እዩ። ገሉ-ገለ ተመሃሮ መጽናዕቲ ጉዳዮም ኣብቲ ሸው እተላለዩዎ ዝንባሎኦም ምሉእ ኣድህቦ ብምሃብ ንዕላማ ትምህርቶም ክቕብጹዎ ይረኣዩ።

5. **ተስፋ**

ተስፋ ናይ መጉዲ መብራህቲ እዩ። ተስፋ ዘይብሉ ሰብ ኣብቲ ክበጽሖ ዝደልዮ ነገር ብሕልሚ ጥራይ'ዩ ዝበጽሖ። ናብታ ኣቐዲምና ዝሰራዕናያ ዕላማ ዘብጽሕ ኑዳዲ ተስፋ እዩ። ኣብ ጉዕዞ ብዙሕ ኪጋጥም ዝኽእል መሰናኽል ኣሎ። ነቲ መሰናኽል ዘይከኣናኸ ነቲ ክንወቕዮ ዝዘብለሽና ዕላማ ንርሕቕ። ተስፋ ንኽንቁርጽ ዘገድዱ ምኽንያታት ኣይንፍጠር። "ሕጂ ኣጸጊዕካ ኣይከውንን'ዩ" "ዘይነበርና ካበይ ክንምጽእ" "ምስዞም ኣብ ጉዙኦም ኣጸጊዖም ዝወድኡ ከመይ ጌርና ክንነጥም" ዝበሉን ካልኦት ተመሳሰልቲን ምኽንያታት ካብ ቅድሚኻ ከውሉም። ኩሉ ሳዕ ተቓላሳይ ክትከውን ድሉ። ብዘሀበ እተመዛዝኦ ወጽኢት ካብ መጠኑ ዝሓለፈ ንላዕሊ ኣይትሕሰብ። ዝዩዳ ሓሳብካ ነቲ ክትጉብሮ እትኽእል ጻዕሪ ጥራይ ይኹን።

**ብተወሳኺ፥**

ናይ ነብስኻ ኣላዩ ባዕልኻ ኢኻ። ካብ ናይ ምኽንኻን ነብስኻ ጀሚርካ ክሳብ ኩነታት ትምህርትኻ ናይ ነብስኻ ሓላፍነት ባዕልኻ ኢኻ ትወስድ። ኣብ ጉዞ እንክለና ንኽንጸንዕ ለይትን መዓልትን ዘየቋርጹና ስድራ ኣሎውና። ናብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይካኣሎ ምስ ከድካ'ውን ደጊምም "ኣጽንዑ" ዝብሉ ስድራቤት ሳዋ ኣለው። በዚ ሓደ እዋን ኣብ ዓምዲ ሰንበት ምስ ተመሃሮ ዘዝበቡዋ ጽሕፍቲ ክሰናበተኩም- ጸቡቕ ዕድል።

***

"... 'ደሙ ንደቃ ካብ ሓደ ቦታ ናብ ካልእ ቦታ ከተንቀሳቕሶም እንከላ ንኽሰዶም ብኣፉ ነኺሳ ተንቀሳቕሶም። ወላዳ ዓይኒ ዘየንቀሓ፥ ንቕድሚኣም ዝሽዱ ብቐሊል ክስረቑን ክጥቀዑን ይኽእሉ። ከተንቀሳቕሶም እንከላ ወላዳ ከይወድቁዋ እምብዛ'ያ ትጥንቀቕ። ምኽንያቱ ኣብ ጉዕዞኣ እንተ ወዲቖማ ባዕላ'ያ ትሕተት።

ህበይ ከኣ ካብ ሓደ ቦታ ናብ ካልእ ቦታ ክትንቀሳቐስ እንከላ ደቃ ኣብ ዝባና ሓዚላ ተጓዕዝ። እዞም ደቃ ከይወድቁ ኣይትሕሉዎምን ኢያ። እቶም ደቃ ግን ከይወድቁ ኣጥቢቖም ክሕዙ ኣለዎም። ዓይናምን ቀልቦምን ኣትሪርካ ኣብ ምሓዝ'ዩ ዝቑረጽ። ምኽንያቱ እንተ ወዲቖም ባዕሎም ተሓተትቲ ስለ ዝኾኑ።

ንሕና ኸኣ ኣብ ካልኣይ ደረጃ እንክለና ስድራና፡ ኣሕዋትናን ካልኦት ኣሊያትናን ኣብ ትምህርትና ክንዕወት ሰሪዓት ዘሎዎ ኣካይዳ ንኽህሉወና ካልእን ይቈጻጸሩና። ኣብዚ ግዜ ልክዕ ከምታ ወላዲ ደሙ ኢና። ንእሰትት ክብርትዓና ይኽእል ብቐሊሉ ካብ ዕላማና ክንእለ ንኽእል ኮታ ኣእምሮና ጸቡቕ ገይሩ ስለ ዘይነቐሐ ቀልጢፉ ክጥቃዕ ይኽእል። ኣብዚ ግዜ'ዚ ናይ ውድቀትና ተሓታቲ - ልክዕ ከምታ ደሙ - ስድራና ወይ ኣሊያትና ክኾኑ ይኽእሉ እዮም።

ሕጂ ኸኣ ንሳዋ ንቕል ኣለና። ካብ ኣሳይኦት ስድራና ወጺእና፡ ምስ መሓዙና ነብስና ንመርሓሉ ግዜ'ዩ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይካኣሎን ኣብ ኮሌጃትን እንተ ኣቲና ንሕበሽና ዘርብሕ ዝበልናዮ ባዕልና መሪጽና ኢና እንዝብር። ዝዕምጽኣና ዕላማ ከረዉ ኣብልና ክንሕዝ የድልየና። ምኽንያቱ፥ ልክዕ ከምታ ወላዲ ህበይ ንውድቀትና ተሓተቲ ባዕልና ስለ ዝኾና።"

# ኣልጀብራ ፡ ሓደ ካብ ኣምራት ስነቍጽሪ

ኣብ ትምህርትና ቍጽሪ ክንመሃር እንከለና፡ ኣልጀብራ ኣየናይ ምዃኑ ክድንጽወና ይኽእል እዩ። ብብዝሒ፡ ብዓቐን፡ ብስፍሓት፡ ብግዝፊ "እዚ'ዩ ኣልጀብራ፡" ኢሉ ዝገልጸልና ንጽበ ንኸውን። ሳሕቲ ከም እንሰምዖ'ውን፡ ኣልጀብራ፡ እቲ ጂኦሜትሪ ዘይኩነ ይብልዎ እዮም። ኣብ መጀመርታ ተመኩሮና ሓደ፡ ክልተ... እናበልና ኢና ምስ ቍጽሪ እንላለ። ጸኒሕና ምድማር፡ ምጉዳል፡ ምርባሕን ምምቃልን ንምሃር። እዚ ፈለማ ምስ ኣልጀብራ እንላለየሉ ደረጃ እዩ። ኣብ መገዲ፡ ኣብ ገዛናን ቤት ትምህርትናን እንርእዮም ነገራት ክንቈጽር፡ ክንድምርን ክንመቅልን ንጅምር። ነቶም ኣብ መዓልታዊ ህይወትና ንረኽቦም ኣጋጣሚታት ብኣሃዛት ኣብ ኣእምሮና ክንስእሎም (ክንርድኦም) ይቐለና። ባኒ ከነምጽእ ክንለኣኽ እንከለና፡ ብሓደ ናቕፋ ክንደይ ባኒ ከነምጽእ ከም እንኽእል ንፈልጥ፣ እዚኣ ስለ ዝፈለጥና ብሓሙሽተ ናቕፋ ከኣ ክንደይ ባኒ ከነምጽእ ንኽእል ኣርቢሕና ወይ ደሚርና ክንፈልጥ ይከኣለና። እዚ ከነመዛዝን እንከለና እምበኣር፡ ኣልጀብራ ኣብ ግብሪ ክንጥቀመሉ ክኢልና ኣለና።

ኣልጀብራ ኣብ መዓልታዊ ህይወትና ኣብ ብዙሕ መዳያት ንጥቀመሉ ኢና። ካልእ ርቕቕ ዝበለ እተኸወለ ንጥቀመሉ መገዲ'ውን ኣሎ። መዓልታዊ ኣብ ስራሕና፡ ገዛና፡ ቤት ትምህርትና፡ ጸወታናን ካልእን ምስ ሰባት ብእተፈላለየ ምኽንያት ንራኸብ ኢና። ንሕና ክንዛረብ እንከለና እቶም ዝሰምዑና ሰባት ብዘይጸገም ክርድኡና፡ እቲ ክንብሎ ዝደለና ብቐሊሉ ክንገልጾ፡ እቲ ንሓስቦ'ውን ንጹር ክኸውን ይድለ። ኣልጀብራ ብጽቡቕ ተማሂርና እንተ ተኸይፍናሉ ኣብዚ ኣቓዲምና ዝረኣናዮ ኣምር ይሕግዘና። ንሰባት ከነእምን ምኽንያታዊ ዝኾነን ንጹርን ሓሳባት ክህልወና ኣልጀብራ ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ኣልጀብራ ክንመሃር እንከለና፡ ንነገራት ብእተፈላለየ ማእዝናት ክንጥምቶም ይሕግዘና። ኣብ ትምህርትና ንዝኾነ ሕቶ ካብቲ ኣቐዲሙ እተዋህበና ኣብነት ኣዛሚድና ክንፈትሖ እንተ ፈቲንና፡ ንእተሳእለ ስእሊ ኣብ ርእሲኡ ጸቒጥካ ምስኣል እዩ። ኣእምሮና ንኽሓስብ፡ ክፍትሸን ክመራመርን ኣይንሓድጎን ኣለና። ኣእምሮና ክኸፍቶም ንዘለዎ ዕጹዋት ማዕጾታት ካብ ምኽፋት ዓዲ ነውዕሎ ኣለና። እዞም ዘይተኸፍቱ ማዓጾታት ንብዙሓት ናይ ምፍታሕ፡ ምሕሳብ፡ ምግላጽን ምርዳእን ዓቕምታትና ዓጽዮም ክነብሩ ነፍቅደሎም ኣለና። ደረጃ ትምህርትና ካብ ሎሚ ንጽባሕ እናዓበየን እናተሓላለኸን ክኸይድ እንከሎ፡ ንሕና'ውን ናይ ምሕሳብ፡ ግድል ምፍታሕ፡ ምርዳእን ምግላጽን ዓቕምና ማዕረ-ማዕረኡ እናኣዕበናዮ ክንከይድ እንተ ዘይክኢልና፡ ከምቲ ዝድለ ብሱላት ኩይና ክንወጽእ ኣይንኽእልን ኢና። ደረጃታት ትምህርቲ ዝኾመርና እንተ ኾመርና ዋጋ የብሉን። ኣብ ስራሕ ዓለም'ውን ሓለፍነት ክንስከም ኣጸጋሚ ክኾነና እዩ። ናትና ተበግሶ ክንወስድ፡ ናትና ውሳነ ክንህብ ክንጽገም ክነብር ኢና።

ኣብ ኣልጀብራ (ብሓፈሻ ስነ-ቍጽሪ) እንመሃሮም መግለጺታት፡ ኣምራት፡ ክልሰ-ሓሳባትን ርትዒታትን ብንጹር ክንሓስብ፡ ብንጹር ክንገልጽ፡ ብቐሊሉ ክንርዳእን ምድንጋር ከነጉድልን ይሕግዘና። ንእንርእዮን እንሓስቦን ነገራት ክንርድኦም በቲ ኣብ ኣልጀብራ እተማሃርናዮ ምጣነ ክንፈልጦን ክንርደኦን ኢና እንፍትን። ንዝኾነ ጂኦሜትራዊ ቅርጺ ኣብ ኣእምሮና እንስእለሉ ዓቕን ኣልጀብራ እዩ። ከነወዳድር ኣንከለና'ውን ዝሰኣለና ምስሊ ወይ ዓቐን ብቐልጡፍ ክንመሚ የኽእለና።

## ሕቶ

ኣብ በበይኑ ቦታ፡ ዝተፈላለየ መጓዓዝያ ዝተጠቕሙ ኣርባዕተ ተጓዓዝቲ ኣለው። ኣስማቶም ከኣ ናርዶስ፡ ሰናይ፡ ተመስገንን ላዛን እዮም።

- ተመስገን ብነፋሪት ምጉዓዝ ኣይፈቱን እዩ፤
- ላዛ መኪናኣ ኣካርያታ ነይራ፤
- ሰናይ ከኣ ብባሕሪ ምጉዓዝ የሕምሞ እዩ፤

ንሳቶም ወይ ብመርከብ፡ ባቡር፡ ማኪና ወይ ነፋሪት እዮም ተጓዒዞም፣ መን ብምንታይ ከይዱ? (መዘኻኸሪ፡ ተኽእሎታት - possibilities)

***

## መልሲ

እዛ ሕቶ ሰለስተ ተኽእሎታት ኣለዋ፥

1. ላዛ ብመኪና፤ ተመስገን ብመርከብ፤ ሰናይ ብነፋሪት፤ ናርዶስ ብባቡር፤

2. ላዛ ብመኪና፤ ተመስገን ብባቡር፤ ሰናይ ብነፋሪት፤ ናርዶስ ብመርከብ፤

3. ላዛ ብመኪና፤ ተመስገን ብመርከብ፤ ሰናይ ብባቡር፤ ናርዶስ ከኣ ብነፋሪት፤

ሕብረተሰብ

# ጸቕጢ

## ብመምህር ሳይኮሎጂ ኣቶ ጳውሎስ ዘካርያስ ኣብ ሓባራዊ ዘተ ዝቐረበ ወረቐት

*የሴፍ ሃይለማርያም*

### ጸቕጢ - መዓልታዊ ተርእዮ

ጸቕጢ (stress)፡ ኣብ ነፍሲ-ወከፍና ዘሎ መዓልታዊ ተርእዮ ኰይኑ፡ ጸገማት ንዘፈጥሩልና ወይ ክፈጥሩልና ይኽእሉ'የም ኢልና እንሓስቦም ነገራት፡ እንህቦ ኣካላውን ስነ-ኣእምሮኣውን ግብረ-መልሲ'ዩ። ናይ ምብዳህ (cope-up) ዓቕምና ትሑት ምስ ዝኸውን ድማ፡ ወጥሪ ኣእምሮ፡ ሻቕሎትን ፍርሕን ክፈጥረልና ይኽእል።

ጸቕጢ ኩሉ ግዜ ናብ ኣሉታ ዝመርሓና ጥራይ ኣይኮነን። እወታዊ ዝኾነ ሳዕቤን ኣለዎ። እቲ እወታዊ ዝገብሮ፡ ጸቕጢ ክህልወና ከሎ ብኡ መጠን ፍርሒ ይህሉ'ሞ፡ ከይንወድቕን ከይንስናኸልን ኣበርቲዕና ክንሰርሕ ስለዝገብረና'ዩ። ዋላ ኣብ ናይ ሞትን ሂወትን ሕቶ፡ ቁሩብ ጸቕጢ እንተሃልዩ፡ ነቲ ገጢሙና ዘሎ ጉዳይ ወይ ብደሃ ክንሰግሮ ድርኺት'ዩ ዝፈጥረልና። ጸቕጢ ዘይብሉ ሰብ የለን - ዓቐኑ'ዩ ዝፈላለ። ኣጸቢቑ ምስ ዝትሕት ወይ ኣመና ምስ ዝልዕል ግና፡ ንሓደጋ የቃልዓና።

ኣብ ኣእምሮና'ሞ ሓደ ነገር ንሕሰብ፡ ሙብራህቲ ኣብ ዘይብሉ ሰዓታት ለይቲ፡ ካብ ከተማ ተበጊስና ንገዛና ንኸይድ ኣለና ንበል። ኣብ ጉዕዞና፡ ጸልማት ስለዝኾነ፡ ንርእዮ ነገር የለን። ብድሕሪና ግን ከምዚ ናይ ዝስዕበና ዘሎ ድምጺ ንሰምዕ። እቲ ድምጺ እናቐረበና ብዝመጽአ ከኣ፡ ኣብ ኣእምሮና ሓደጋ ይሰኣል። እዚ፡ ኣካላትና ብመንገዲ ስርዓተ-መትንና ኣቢሉ ናይ ባዕሉ ጉብረ መልሲ ስለዝህብ ዝፍጠር'ዩ።



ኣካላዊ ግብረ-መልሲ ወይ ኤፍ.ኤፍ (fight of flight response) ተባሂሉ ድማ፡ ይጽዋዕ። ኣካላዊ ግብረ-መልሲ፡ ነቲ ብደሆ ክንገጥሞ ድሉዋት ዝገብረና ወይ ድማ ሓይሊ ከምዘይብልና ኣረዲኡ ክንሃድም ዝሕብረና'ዩ።



ተወሳኺ ኣብነት ንውሰድ፣ ኣብ ግዜ ፈተና ኣብ ተመሃሮ ዘጋጥም ጸቕጢ ኣሎ። እዚ ጸቕጢ'ዚ፡ ምትራፍ ዝበሃል ነገር ስለዘሎ ዝመጽእ'ዩ። እዚ ጸቕጢ'ዚ፡ ተመሃሮ ከይተርፉ ኢሎም ብዙሕ ክዓለዉ ስለዝሕግዞም፡ ኣገዳሲ'ዩ። ብዛዕባ ምትራፍ ዘይምሕሳብ ወይ ዘይምጭናቕ ግን፡ ነቲ ፈተና ኣንቢብናን ኣጽኒዕናን ክንዳለወሉ ስለዘይገብረና፡ ጽቡቕ ኣይኮነን።

ጸቕጢ፡ ቀለልትን ከበድትን ተባሂሎም ኣብ ክልተ ይኽፈሉ። ቀለልቲ ጸቕጢ፡ መዓልታዊ ዘጋጥሙና




ሓርገጽገጽት'የም፣ ቀሊል ሳዕቤን ድማ የኸትሉ፤፡ ከበድቲ ጸቕጢ ድማ፡ ኣብ ሂወትና ስምብራት ዝገድፉ ጸቕጢ'የም፡፡ ንኣብነት፡ ፍትሕ፡ ዕንወት፡ ሞት፡ ወዘተ፡፡ ቀለልቲ ጸቕጢ ናይ ምድማር ባህሪ ኣለዎም፣ ተደማሚሮም ልዕሊ ኩበድቲ ጸቕጢ ክመጽኡ ስለዝኽእሉ፤ ሸለል ክበሃሉ ኣይግባእን፡፡

## ጠንቅታት ጸቕጢ

ብዘይካ'ዚ፡ ጠንቅታት ጸቕጢ ደጋውን ውሽጣውን ኢልና ኣብ ክልተ ክንመቕሎም ንኽእል፡፡ ኢቶም ደጋውያን፡ ካባና ወጻኢ ብደገ ዝፍጠሩ ጸቕጥታት'የም፡፡ ንኣብነት፡ ናይ ፈተና ጸቕጢ፡ ናይ መርመራ ኤች.ኣይ.ቪ. ኤይድስ ጸቕጢ፡ ልዕሊ ዓቕሚ ዝዓበር ደጋዊ ትጽቢት፡ ኣብ ቅድሚ እኩብ ሰብ ወጺእካ ናይ ምዝራብ ጸቕጢ (ዓይኒ ሰብ)፡ ዋሕዲ ቐረባት፡ ኮነታት መካብብሮ፡ ወዘተ. ምጥቃስ ይከኣል፡፡ ውሽጣዊ ጸቕጢ ድማ፡ ምስ ኣረኣእያ (attitude)፡ እምነት፡ ርድኢት፡ ኣተሓሳስባ፡ ኣተዓባብያ ወይ መካብብሮ፡ ከምኡ'ውን ምስ ሓዘንን ብዘዕባ ሕሉፍን መጻእን ምሕሳብን ዝተኣሳሰር'ዩ፡፡ ንኣብነት፡ ገለ ሰባት፡ 99% ጽቡቕ ጉድኒ ከለዎም፡ ነታ 1% ሕማቕ ጉድኖም ናይ ምስልሳል ባህሪ ኣለዎም፡፡ ከምዚ ዓይነት ኣረኣእያን ኣተሓሳስባን ድማ ውሽጣዊ ጸቕጢ ይፈጥረሎም፡፡ ርድኢት ወይ እምነት (perception)፡ ደረት ዘይብሉ ሓዘን፡ ብዛዕባ ዝሓለፈ ውድቀት ምስልሳል'ውን ንውሽጣዊ ጸቕጢ ከቃልዑና ኣብ ዝኽእሉ ተርእዮታት'የም፡፡

ጸቕጢ፡ ብዓይኒ ስነ-ሂወታዊ (biological)፡ ስነ-ልቦናዊ፡ ማሕበራውን ማሕበረ-ባህላዊ እውን ክጥቀስ ይኽእል'ዩ፡፡ ስነ-ሂወታዊ ጸቕጢ፡ ንጸቕጢ ቅሉዕ ኩይንካ ምውላድ'ዩ፡፡ ምስ ጸቕጢ ዝውለድ ሰብ የለን፣ ንጸቕጢ ቅሉዕ ኮይኑ ግን ይውለድ'ዩ፡፡

ስነ-ቦናዊ ጸቕጢ ከኣ፡ ኣቐዲሙ ምሳና ዝጸንሐ ፍርሒ (anxiety) እዩ፡፡ ፈራሕ ሰብ ኑቲ ዝመጽእ ዓወት ዘይኮነ፡ ኑቲ ዝመጽእ ጸገማት'ዩ ዘሰላስል፡፡ ስለዚ፡ ደረጃ ኣተሓሳስባና ወይ ንነገራት ብኸመይ ንርእዮም ስነ-ልቦናዊ ጸቕጢ ከምጽኣልና ይኽእል'ዩ፡፡ ንኣብነት፡ ኣብ ዓቕኑ ዝሓለፎ ተወዳዳሪነት ምእታው፡ ስነ-ልቦናዊ ጸቕጢ ዘስዕብ'ዩ፡፡

ማሕበራዊ ጸቕጢ ከኣ፡ ምስ ኣተዓባብያና ዝተሓሓዘ ጸቕጢ'ዩ፡፡ ንኣብነት፡ ኣብ ግዜ ቁልዕነት ዘጋጥም ጾታዊን ኣካላዊን ዓመጽ፡ ንነገራት ኩሉ ግዜ ብኣሉታ ኣጠማቲ፡ ናብ ማሕበራዊ ጸቕጢ ዝመርሕ'ዩ፡፡ ብዘይካ'ዚ፡ ንዘጋጥም ጸገም ኩተቃልሉሉ ዘኽእል ማሕበራዊ ሓገዝ ዘይምህላው፡ ካብ ወለዲን ኣባላት ስድራቤትን ኣድህቦ ዘይምርካብ፡ ጽምዋ ወይ ግሉል ምዃን፡ ናብ ማሕበራዊ ጸቕጢ የቃልዕ፡፡

ከም ጠንቅታት ማሕበረ-ባህላዊ ጸቕጢ ዝጥቀሱ ድማ፡ ኮነተ-ማሕበረ-ቁጠባዊ (Socio-economic status)፡ ድኽነት፡ ውሑድ ኣታዊ ብዙሕ ወጻኢ፡ ድሌታትካ ብዓበኡ ዘይምስራዕ፡ ጾታዊ ፍልልይ (ብፍላይ ኣብ ደቀንስትዮ)፡ ማዕረ ወዲ-ተባዕታይ ከይትወዳደር ዕድል ምኽላእ፡ ባህላዊ ቀይድታት፡ ውልቃዊ ርድኢት፡ ድሌትካን ሕብረተሰብ ካባኻ ዝጽበዮን ዝተፈላለየ ምስ ዝኾውን ወዘተ፡፡ ጸቕጢ ንኹሉ ሰብ ብሓደ ኣይጸልዎን'ዩ፡፡ ካብ ሰብ ናብ ሰብ ይፈላለ፡፡ እዚ ድማ፡ ኣብ ድሕረ-ባይታ ናይ'ቲ ሰብ፡ ማለት ኣብ ተሞኩሮኡ፡ ኣተዓባብያኡ ተደሚሩ ስለዝፍለ'ዩ፡፡

ኣብ ምብዳህ ጸቕጢ ጾታዊ ፍልልይ የለን፣ እቲ ፍልልይ ተመክሮን ካብ ሰብ ናብ ሰብ ኣተዓባብያን'ዩ፡፡ ኣብ'ቲ ዘጋጥመና ብደሆ ዘለና ውልቃዊ ርድኢትና ኑቲ ሳዕቤን ይጸልዎ'ዩ፡፡ ንኣብነት፡ ኑቲ ኣሉታ ጥራይ እናረኣኻ ኑቲ እወታ ትግሰዮ እንተኩይንካ፡ ንጸቕጢ ትቃላዕ፡፡ ስለዚ ሳዕቤን ወይ ጽልዋ ናይ ጸቕጢ፡ ናብ ዝተፈላለየ ሕማማት ስነ-ኣእምሮ (ፍርሒ፡ ፎብያ፡ ቅዞት ወዘተ.) እዩ ዘቃልዓና፡፡ እዚ ብኣጋኡ እንተዘይተፈዊሱ፤ ክሳብ ናብ ነፍሰ-ምጥፋእ ሓሳባት ወይ ተግባር ከኸትል ዝኽእል'ዩ፡፡



## ሳዕቤናት ጸቕጢ

ሕሉፍ ዝኾነ ፍርሒ ድማ፡ ናብ ኣካላዊ ሕማምን ሕዱር ቃንዛን የቃልዓና፡፡ ኣብ ሕሉፍ ፍርሒ ምህላው፡ ኣድህቦኻ ከይትቆጻጸርን ቅኑዕ ውሳነ ከይትህብን ይገብረካ፡፡ ንኣብነት፡ ሓደ ተመሃራይ ካብ ወለዱ ወይ ካብ ሕብረተሰቡ ልዕሊ ዓቕሙ ትጽቢት ምስ ዝግበረሉ፤ ኣብ እዋን ፈተና፡ ኣብ ሕሉፍ ጸቕጢ ስለዝኣቱ፡ ኣካላቱ ይርህጽ፡ ህርመት ልቡን ትንፋሱን ይውሰኽ፡፡ እዚ ፍርሒ'ዚ ድማ፡ ኣድህቦኡ ኣብ ትምህርቱ ወይ ኣብ'ቲ ፈተናኡ ከይገብር ይዕንቅጾ፡፡ ኣእምሮኡ፤ "ፈተና እንተተረፈስ ኣቦይ እንታይ ክብለኒ'ዩ? ኣደይከ እታ ክትህበኒ መብጽዓ ዝኣተወትለይ ክትህበኒ ድያ?" ዝብል ይወርሶ፡፡ ኣብ እዋን መጽናዕቲ ብዙሕ ግዜ ስለዘጥፋእካ ግን ዕዉት ተመሃራይ ማለት ኢኻ ኣይኩነን - ብፕሮግራም ክትምራሕ'ዩ ዘለካ፡፡ ሓንጎል፡ ኑቲ ዘጽናዕካዮ መታን

ክትዝክሮ ወይ ክትጥርንፎ፣ ዕረፍቲ ስለዝደለ፣ እኹል ዕረፍቲ ወይ ድቃስ ምውሳድ ኣገዳሲ'ዩ። ብተወሳኺ፣ ቀዛኸት ወይ ሓሳባት ኑብስ-ምጥፋእ፣ ምቅላዕ ናብ ኣካላዊ ሕማምን ሕዱር ቃንዛን፣ ቅኑዕ ውሳነ ክትህብ ዘይምኽኣል፣ ቀልጢፍካ ቁጡዕ ምዃን፣ ሳዕቤናት ጸቕጢ'ዩ። ጸቕጢ ዘለዎ ሰብ ኩሉ ግዜ ሓራቕን ቁጡዕን'ዩ። ምስ ኣብ ከባቢኡ ዘሎ ሰብ'ውን ክዛራረብ ኣይክእልን፣ ኣይደልን። ስለዚ፣ ብዛዕባና ጸቕጢ ንኺይንሳቐ፣ ነዚኣቶም ክንቆጻጸሮም ክንክእል ኣለና።

## ጸቕጥን ሕማምን

ጸቕጥን ሕማማትን ምትሕሓዝ ኣለዎም። ቅድሚ 20 ክፍለ ዘመን፣ እቶም ኣሸገርቲ ወይ ኣጨነቕቲ ዝበሃሉ ሕማማት፡ እዞም ተመሓላለፍቲ ዝበሃሉ ሕማማት'ዮም። ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ግን፣ እቶም ዘይተመሓላለፍቲ ሕማማት'ዮም ዝያዳ ኣሸገርቲ ወይ ኣጨነቕቲ ኰይኖም ዘለዉ። ምኽንያቱ ንተመሓላለፍቲ ሕማማት ተመጣጣኒ መግቢ ብምውሳድ፣ ከባቢያውን ማሕበራውን ጽሬት ብምሕላው፣ መድሃኒት ብምጥቃም፡ ክትፍውሶምን ክትቆጻጸሮምን ዝከኣል'ዩ። ከም ሕማም ልብን፣ መንሽሮን ዝኣመሰሉ ዘይተመሓላለፍቲ ሕማማት ግና፣ ጌና ኣሸገርቲ ወይ ጸቕጢ ፈጠርቲ ሕማማት ኰይኖም ዝቕጽሉ ዘለዉ'ዮም።

ጠንቂ ናይ'ዞም ሕማማት እዚኣቶም ብልምዲ፣ ኣካላዊ'ዩ ዝበሃል ነይሩ። ስለዝኾኑ፣ ንኣካል ዝፍውስ ነገራት'ዩ ዝወሃብ ነይሩ። እቲ ሳዕቤን ኣካላዊ እንተኰይኑ'ሞ፣ ነቲ ኣካል ዝፍውስ መድሃኒት ዝወሃብ እንተደኣ ኰይኑ፣ እቶም ሕሙማት ኩላቶም ብሓደ ክሓውዩ ኢኻ ትጽበዮም። እቲ ሓቂ ግን ከምኡ ኣይነበረን። ምኽንያቱ፣ እቲ ስነ-ኣእምሮኣዊ ምድላዋት ወይ ሓገዛት ካብ ሰብ ናብ ሰብ ስለዝፈላለ፣ ውጽኢት ናይ'ቲ መድሃኒት ብኡ መጠን ይፈላለ ነይሩ። ብድሕሪ'ዚ ድማ'ዩ፣ ኣእምሮኣዊ ሕማም ጥራይ ዘይኰነ፣ ኣካላዊ ሕማም'ውን፣ ስነ-ኣእምሮኣዊ፣ ስነ-ሂወታዊ፣ ማሕበራዊ (bio-psycho-social) ጠንቅታት ከምዘለዎ ኣብ ግምት ኣትዩ። እዚ ምስ ኰነ፣ ጥዕናዊ ስነ-ልቦና ዝበሃል ዓውዲ ክቕልቀል ክኢሉ። እዚ ዓውዲ'ዚ፣ ኣገዳስነት ስነ-ልቦናዊ ባእታታት ኣብ ሕማማት ዘጽንዕን ኣብ ምክልኻል ኰነ ኣብ ምዕቃብ ጥዕና ድማ ዝሰጥፍን ዓውዲ ስነ-ልቦና'ዩ።

ዝኾነ ሕማም፣ ዓቕኑ ደኣ ይፈላለ'ምበር፣ ጸቓጢ'ዩ። ንኣብነት፣ ዓሶ፣ ቲቢ፣ ኒሞንያ ክፍወስ ከምዝኽእል ስለንኣምን፣ ኣብኣም ዝህልወና ጸቕጢ ዝወሓደ ይኸውን። ሕማማት ልቢ፣ መንሽሮ፣ ወቕዒ ግን፣ ቀተልቲ ሕማማትን ክፍወሱ ዘለዎም ተኽእሎ ድማ ውሑድን ብምዃኖም፡ ዝፈጥርዎ ጸቕጢ ዝዓበየ'ዩ። ስለዚ፣ ኣብ ሕክምናዊ ኣተሓሕዛና፣ ነቲ ሕሙም መድሃኒታዊ ሕክምና ጥራይ ዘይኰነ ክንህቦ ዘለና፣ ነቲ ናቱ ስነ-ኣእምሮ'ውን ተጻዋርነት ኣጥርዩ ንኽቃወም፡ ክንሕግዞ ኣገዳሲ'ዩ። ምኽንያቱ፣ ሕማማት ንኣካላትና ጥራይ ዘይኰኑ፣ ንስነ-ልቦናና'ውን ስለዝጎድኡ።

## ዓይነታት ጸቕጢ

ተመራመርቲ ዓውዲ ስነ-ልቦና፣ ኣርባዕተ ዓይነት ጸቕጢ ከምዘለዉ'ዮም ዝገልጹልና። እቲ ቀዳማይ ዓይነት ጸቕጢ ራዕዲ'ዩ። እዚ፣ ዕላማኻ ንኸይትወቅዕ መሰናኽላት ምስ ዝበዝሕ ዝፍጠር ጸቕጢ'ዩ። እቲ ካልኣይ ዓይነት ጸቕጢ ግርጭት'ዩ። ግርጭት፡ ክልተ ወይ ካብ ክልተ ንላዕሊ ድርኺታት ምስ ዝህልዉ'ሞ፣ ንኽልቲኦ ነገራት ክትደሊ (approach approach conflict) ዝፍጠር ጸቕጢ'ዩ። ንኣብነት፡ ኣብ ኵዕሶ እግሪን ኵዕሶ ሰኪዔትን ዝሰጥፍ ስፖርታዊ፣ ንኽልቲኡ ጸወታ ይደልዮ'ዩ። ኣብ ሓደ ግዜ ግን ንኽልቲኡ ክጻወቶ ኣይክእልን'ዩ። ነታ ሓንቲ መሪጹ ነታ ካልኣይቲ ክገድፋ'ዩ ዝግደድ። ካብ'ታ ዝገደፋ ክረኽቦ ዝግብኦ ዝነበረ መኽሰብ ዘይምርካቡ ከኣ ጸቕጢ ይፈጥረሉ። ንኽልቲኡ ብዘይምድላይ (avoidance avoidance conflict) ዝመጽእ ጸቕጢ ግርጭት'ውን ኣሎ። ንኣብነት፡ ኣብ መንግሆ ዘይምስራሕን ውሑድ ክፍሊትን ጸቕጢ ግርጭት ኣሎ። ኣብ መንጎ መጥባሕቲ ምግባርን መጥባሕቲ ፈሪሕካ ምስ ቃንዛኻ ምንባርን ዝፍጠር ጸቕጢ ግርጭት'ውን ብተመሳሳሊ ኣሎ።



ካልእ፣ ኣብ መንጎ ኣሉታውን እወታውን ሳዕቤን ዘለዎ ሓደ ምርጫ ምቕርቃር ዝመጽእ ጸቕጢ ግርጭት ኣሎ። እዚ ማለት፡ ነቲ ሓደ መሪጽካ ነቲ ሓደ ምግዳፍ ኣብ ዘይከኣለሉ እዋን'ዩ። ንኣብነት፡ ኣብ መንጎ ውልቃዊ ናጽነትካ ምቕዳምዶ ወይስ ተመርዒኻ ቈልዓ ምውላድ ዘሎ ምርጫ፣ ጸቕጢ ግርጭት ዘስዕብ'ዩ። ሳልሳይ ዓይነት ጸቕጢ፣ ኑቶም ኣብ ሂወትካ ክትገብሮም ዘለካ ለውጥታት ወይ ምትዕርራያት ክትገብርን ኩነታት ክትስተኻኸልን ዘገጥመካ ጸቕጢ'ዩ። እቲ ራብዓይ ዓይነት ጸቕጢ ከኣ፣ ድርኺት ወይ ድፍኢት (pressure) እዩ። እዚ፣ ትጽቢታትካን ጠለባትካን ንኸይተማልእ ዝፍጠር ብውሽጥን ብደገን ዝመጽእ ጸቕጢ'ዩ። ንኣብነት፡ ኣብ ትምህርቲ ለጠቕ ምባል፣ ግዳይ ወልፊ ምዃን ምጥቃስ ይከኣል።

## ግብረ-መልሲ

ንጸቕጢ፣ ካብ ርድኢትና ተበጊስና፣ ስምዒታዊ ግብረ-መልሲ፣ ኣካላዊ ግብረ-መልሲ፣ ባህርያዊ ግብረ-መልሲ ኢና

ንሃቡ። ቡቡሓደ ምስ እንርእዮም ድማ፥

1. ***ስምዒታዊ ግብረ-መልሲ***

ስምዒታዊ ግብረ-መልሲ፣ ምንጽርጻር፣ ምቑጣዕ፣ ምሕራቕ፣ ሻቕሎት፣ ፍርሒ፣ ቅዛኔት፣ ሓዘን ወዘተ. ዘጠቓልለ'ዩ። ብኣንጻር'ዚ፣ ኣብ'ቲ ዘጋጥም ብድሆ፣ ጽቡቕ ናይ ምብዳህ ዓቕሚ ወይ እወታዊ ስምዒታት ምህላው ሓጋዚ'ዩ። ኣብ መንጎ ውልቃዊ ርድኢትን ስምዒታዊ ግብረ-መልስን ቀጥታዊ ምትእስሳር ኣሎ። ንኣብነት፥ ብዙሕ ኑብሰ-ወቐሳ ዝገብር ሰብ ተጣዓሳይ'ዩ። ብዙሕ ተስፋ ዝቖርጽ ድማ፣ ናብ ሓዘንን ቅዛኔትን ቀሊዕ'ዩ። ብዘይካ'ዚ፣ ስምዒትን ውጽኢታውነትን ኣንጻር ምዃኖም ምርዳእ ጽቡቕ'ዩ። ልዑል ምንጽርጻር፣ ሻቕሎት፥ ፍርሒ. እንተሃልዩ፥ ውጽኢታዊነት ኣብ ስራሕ፥ ኣብ ትምህርቲ ወዘተ ብኡ መጠን ዝተሓተ'ዩ ዝኸውን።

2. ***ኣካላዊ ግብረ-መልሲ***

እዚ፣ ኩሉ ግዜ ሓደጋ ኣንጸላልዩ ኢልና ኣብ እንሓስበሉ እዋን፥ ኣካላትና ነቲ ሓደጋ ክንቃወም ከንቅሓና ከሎ ዝፍጠር'ዩ። ንኣብነት፥ ኣብ ወሰናስን (peripheral) ስርዓተ መትኒ፣ ኦቶኖሚክ ሴማቲክ ዝበሃል ስርዓተ-መትኒ ኣሎ። እዚ ስርዓተ መትኒ'ዚ፣ ነቲ ኣካላዊ ግብረ-መልሲ ክንገልጽ ዝሕግዘና'ዩ። ኣብ እዋን ህጹጽ ኩነታት ድማ፥ ንኣካላትና ከምዝቐረብ ይገብሮ። ንኣብነት፥ ዘፍርሕ ኩነት ክህሉ ከሎ፥ ጨጎራና ንግዜኡ ምሕቃቕ ተቋርጽ፣ እቲ ሓይሊ ድማ ናብ ጭዋዳታት ይኸይድ። ካልእ መስርሓት ኣካላትና'ውን ስርሖ ኣቋሪጹ ነቲ ገጢሙና ዘሎ ብድሆ ክንሰዕረሉ ዘኽእለና ሓይሊ ከምዝህልወና ይገብር።

ኣብ ኣካላዊ ግብረ-መልሲ (Fight of Flight Response)፥ እታ ቀዳመይቲ ደረጃ፣ ናይ መጠንቀቕታ ደወል ደረጃ (alarm stage) ትብሃል። እዚ፣ ናይ ምቕባል (recognition)ን ምኽታት ወይ ምውዳብ (mobilization)ን ኩነት ኰይኑ፥ ሓደጋ ከምዘሎ ፈሊጥና ነፍስና ከነዳሉ ከለና ዘኽስት'ዩ።

ብድሕሪ'ዚ ዝመጽእ፥ ናይ ተቓውሞ (resistance stage) ደረጃ'ዩ። እዚ፣ እቲ ጸቕጢ እናተናውሐ ብዝኸደ፥ ንሕና ድማ ብኡ መጠን ክንገጥሞ ንጽዕረሉ እዋን'ዩ። ነቲ ኣንጸላልዩና ዘሎ ኩነት ቀልጢፍና ምስ ዘይነወግዶ ወይ'ውን ካልእ ኣገባብ ተጠቒምና ካብኡ ምስ ዘይንወጽእ፥ ዝተናውሐ ጸቕጢ ኣኸቲሉ፥ ናብ ሓደጋ'ዩ ዘቃልዓና። ምስ ግዜ ድማ፥ ሓይልናን ዓቕምናን ተጸንቂቑ፥ ናብ ናይ ድኻም (exhaustion stage) ደረጃ ንድይብ፣ ናብ ኣካላዊ ወይ ስነ-



ኣእምሮኣዊ ሕማማት'ውን ንቃላዕ።

3. ***ባህርያዊ ግብረ-መልሲ፥***

ኣብ ባህሪያዊ ግብረ መልሲ፣ ናትና ናይ ምብዳህ ኣገባብ (መካኒዝም) ምጥቃም ወሳኒ'ዩ። ንጠለባት ጸቕጢ ድማ፥ ክንመልኮ፥ ክንቅንሶ፥ ወይ'ውን ጨሪሽና ከነጥፍኦ ክንጽዕር ኣለና። ቀልጢፍካ ተስፋ ምቑራጽ፣ ነፍስኻ ምውቃስ፥ ምስ ሰባት ምጉናጽ፣ ኣብ ዘየድሊ ባህርያት ምጥሓል (ብዙሕ መግቢ ምብላዕ፥ መስተ ምስታይ፥ ሽጋራ ምትካኽ፥ ገንዘብ ምሕሻሽ ወዘተ.) ዝኣመሰሉ ኣሉታዊ ግብረ መልሲ ምሃብ ግና፣ ናብ ካልእ ሕማማት'ዩ ዘቃልዓና። እዚ፣ ካብ'ቲ ዘሎ ጭንቀት ንምህዳም ዝግበር ዘይውጽኢታዊ ብድሆ (defensive coping) እዩ ዝበሃል። ካብ ሓቂ ርሒቕካ ነቲ ሓቂ ዘይምእማን ወይ ነቲ ሓቂ ምድዋን ማለት'ዩ። ዘይውጽኢታዊ መከላኸሊ ግብረ-መልሲ ድማ'ዩ። ስለዚ፣ ውጽኢታዊ መከላኸሊ ግብረ-መልሲ (constructive coping) ተጠቒምና፣ ብዛዕባ'ቲ ዝተፈጥረ ኩነት ሓቀኛ ርድኢት ብምርካብ፥ ንጸገማት ብቐጥታ ክንገጥሞ ይግባእ። እንተ ደኣ ካብ ጸገም ሃዲምና ግን እቲ ጸቕጢ ኩሉ ግዜ ምሳና'ዩ ዝኸውን። ጸቕጥኻ፥ ጭንቀትካ... ኩተጥፍእ መስተ ምስታይ፣ ካብ ጸገምካ ኣየገላልግለን'ዩ። ናብ ዝኸፍአ ጸገማት'ዩ ዝወስደካ። ስለዚ ነቲ ኣብ ቅድመኻ ዘሎ ብድሆ ብዝግባእ ብዲህካ ክትገጥሞ ኣለካ፥ ምህዳም ግን ውጽኢት የብሉን፣ ካልእ ጸገማት'ዩ ዘውስኸልካ።

4. ***ባህርያውን ስነ-ልቦናውን ግብረ-መልሲ፥***

ከም መቐጸልታ ባህርያውን ስነ-ልቦናውን ባህሪያት ናይ ጸቕጢ፣ ኣብ ትሕቲ ጸቕጢ ዘሎ ሰብ ኣመና ንቑሕ ስለዘኸውን፥ ኣድህቦኡ ይመቓቐል'ዩ። ኣብ ክንዲ ነቲ ክገብሮ ዘለዎ ጥራይ ዝገብር፣ ዝያዳ ነቲ ኣሉታዊ ውጽኢት የሰላስል፣ ብጸቕጢ'ውን ይቕርቀር። ስለዚ፣ ውጽኢታዊ መከላኸሊ ግብረ-መልሲ ተጠቒምካ ክንኣልዮ ዘይምፍታን፥ ናብ ምስልቻው'ዩ ዘእቱው። ንሓደ ጸገም፣ ንነዊሕ ግዜ ሒዝካ ምኻድ ከኣ፣ ኣካላዊ፣ ኣእምሮኣውን ስምዒታውን ምስልቻው ኣኸቲሉ፥ ዝበኣሰ ሳዕቤን'ዩ ዘምጽኣልካ። 'እንታይ'የ ዝገብር ዘለኹ' እናበልካ ንሂወትካ ትርጉም ትስእነላ። ሕዱር ጸቕጢ ከኣ፣ ዓቕኑ ደኣ ይፈላለ'ምበር፣ ናብ ዝተፈላለየ ሕማማት ስነ-ኣእምሮ ማለት፥ ካብ ድቃስ ምስኣን፣ ዘይሕጉስ ምዃን፣ ክሳብ ንቅዛኔትን ጽላለን ከቃልዓና ዝኽእል'ዩ።

ንስነ-ልቦና፣ ከም ናይ ሕሙማትን ናይ ጭጉቓትን ጌሮም ዝወስድዎ ሰባት ውሑዳት ኣይኮኑን። እንተኾነ፥ እወታዊ ስነ-ልቦና ዝበሃል ኣሎ። እዚ፣ ሳዕቤናት ጭንቀት ኩሉ ግዜ ኣሉታዊ



ከምዘይኮኑ ዝምህረና'ዩ። ስለዚ፡ ጸቕጢ ምስ ዝህሉ፡ ኑብስና ሓይሊ ትድልብ፡ ሓዲሽ ሜላን ኣተሓሳስባን ተጥርን ቀዳምነታታ ትሰርዕን ማለት'ዩ። ንኣብነት፡ ፋይናንሲያዊ ጸገም ዘለዎ ሰብ፡ ቅድሚ ዝኣገረ ቀዳምነታቱ'ዩ ዝሰርዕ። እዚ ድማ፡ ውጽኢት እወታዊ ስነ-ልቦና'ዩ።

ካልእ፡ ባህርያዊ ወይ ስነ-ልቦናዊ ሳዕቤን ጸቕጢ፡ ንብድሆታትካ ምስዓር'ዩ። እዚ፡ ዝተመሓየሸ ዓቕሚ ብምድላብ ናይ ምግባር ሓይልኻ ዘጠናኽር ኩይኑ፡ ዝለዓለ ኑብሰ-ክብሪ ክህልወካ ዝገብር'ዩ። ኑቲ ዝገጠመካ ብድሆ እንተደኣ ስዒርካዮ ከኣ፡ 'ኣነ ሰብኣይ'የ' ብምባል ኑቲ ናትካ ርእሰ-ክብረት (self-esteem) ሓፍ ተብሎ።

## ምስልቻው

ጸቕጢ፡ ኣብ ዝተናውሐ ግዜ፡ ናብ ኣካላዊ፡ ኣእምሮኣውን ስምዒታውን ምስልቻው ይመርሓና። ሓደ ሰብ፡ ኣብ ጻዕቂ ስራሕ ምስ ዝህሉ፡ ማሕበራዊ ሓገዝ ምስ ዘይረኽብ፡ ናጽነት ምስ ዝስእን፡ ብዙሕ ስራሑ ዘይምዕሩይ ተፈላጥነትን ዕብየትን ምስ ዝረክብ... ናብ ምስልቻው ይኣቱ። ብሩህ መጻኢ ኣይርእን፣ ትሑት ግምት ኑብሰ-ብቕዓት'ውን ይህልዎ። ኣብ ስራሕ ኮነ ኣብ ትምህርቲ ብኩራት ይገብር፡ ውጽኢታውነት ዝተሓተ ይኸውን።

## ዝምድና ጸቕጥን

## ሕማማትን

ኣካላዊ ሳዕቤን ናይ ጸቕጢ፡ ሕዱራት ሕማማት'የም። በዚ ድማ'ዩ፡ ጸቕጥን ሕማማትን ተኣሳሰርትን ተጸላለውትን ዝኾኑ። ጸቕጢ እንተዛልዩ ኣካላዊ ሕማም ክርአ ይኽእል'ዩ፣ ኣካላዊ ሕማም እንተዛልዩ ድማ ጸቕጢ ክርአ ይኽእል'ዩ። ስለዚ፡ ኣካላዊ ሕማም ጥራይ ዘይኮነ ክፍወስ ዘለዎ፡ ስነ-ኣእምሮ ናይ'ቲ ሰብ'ውን ክፍወስ ኣለዎ። ምኽንያቱ ጠንቂ ናይ'ቲ ኣካላዊ ሕማም ስነ-ኣእምሮ ክኸውን ይኽእል'ዩ።

## ንጽልዋ ጸቕጢ ዘማእዝኑ ረቛሒታት

ተጻዋርነት ዘሐይል ማሕበራዊ ሓገዝ፡ እወታዊ ኣተሓሳስባን ምምዕባል ጽቡቕ ልምድታት ጥዕናን፡ ጽልዋታት ጸቕጢ ዘማእዝኑ ረቛሒታት'የም። ብተወሳኺ፡ ጸቕጥን ምርሳዕን ምትእስሳር ኣለዎም። ምዝካር ማለት ኣብ መኽዘን ሓበሬታ ምውጻእ ክኸውን ከሎ፡ ጸቕጢ ድማ፡ ኣብቲ መኽዘን ሓበሬታ ንኸይተውጽእ ማዕጾ ምዕጻው'ዩ። ስለዚ፡ ምርሳዕ ወይ ዘይምዝካር፡ ጠንቁ ጸቕጢ'ዩ።

## ኣካላዊ ሳዕቤናት ጸቕጢ

ጸቕጢ፡ ኣብ ኣካላትና ከም ልዑል ጸቕጢ ደም፡ ቀስሊ ኣብ ውሽጣዊ ኣካላት (ኣልሰር)፡ ኣዝማ፡ መርዘን (ሕማም ርእሲ)፡ ኣእምሮኣዊ ጭንቀት፡ ሽጋራ ምስታይ፡ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ዘይምዝውታር፡ ልዑል ኮለስተሮል፡ ስምዓዊ ግብረ-መልሲ፡ ቅዛነት፡ ቁጥዐን ጽልኣትን፡ ትሕቱ ኑብሰ-ምክልኻል፡ ጉንፋዕን ካልእን የኸትለልና።

## ንጥዕና ዘሰናኽሉ ባህርያት

ከም ኣካልዊ ምንቅስቓስ ዝኣመሰሉ ልምምዳታት ጥዕና፡ ንጽልዋ ጸቕጢ ዘማእዝኑ'የም። ስለዚ፡ ንኣካላዊ ጥዕናና ኮነ ንስነ-ኣእምሮኣዊ ጥዕናና ዘሰናኽሉና ባህርያት - ሽጋራ ምትካኽ፡ መኣዛ ዘውሓዶ መግቢ ምምጋብ፡ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ዘይምዝውታር፡ ኣልኮልን ሓሽሽን ምጥቃም፡ ሓደገኛታት ጾታዊ ባርያት ምርኣይ፡ ምምሕልላፍ ወይ ጌጋ ርድኢት ብዛዕባ ምክልኻል ኤይድስ ምስ ዝህልወና፡ ክነወግዶም ይግባእ።

## ግብረ-መልሲ ንሕማማት

ጸቕጥን ሕማምን ምትእስሳር ካብ ሃለዎም፡ ምስ እንሓምም፡ ተቐላጢፍና ግብረ-መልሲ ክንህበሉ ኣለና። ኩሉ ግዜ ሕክምናዊ ሓገዝ ክንረክብ፡ ምስ ሰብ ሞያ ክንዛረብ፡ ምኽሪ ክንረክብን ኑቲ ዝወሃበና ምኽሪ ክንከታተልን ይግባእ። ብኣንጻሩ፡ ጸቕጢ ንዝህበና ኣካላዊ ምልክታት ሸልል ምስ እንብል፡ ምስ ሰብ ሞያ ጥዕና ምስ ዘይትዘራረብ፡ ምኽሪ ሓካይም ምስ ዘይኑተግብር፡ ናብ ጸቕጥን ካልእ ሕማማትን ክመርሓና ግድነት ምኳኑ ንፍለጥ።

ኣብ መወዳእታ፡ ጸቕጢ፡ ኣሉታዊ ጥራይ ዘይኮነ እወታዊ ረብሓ'ውን ስለዘለዎ፡ ምሉእ ብምሉእ ክነወግዶ ዝከኣል ኣይኮነን። ኑቶም ናብ ጸቕጢ ዝመርሑና ነገራት (stressors) ክንቆጻጸሮም፡ ክንገክዮም፡ ክንብድሆምን ናብ ረብሓና ክንቅይሮምን ክንቃለስ ኣለና። እዚ ምስ እንገብር፡ ኑቲ መዓልታዊ ዘጋጥመና ጸቕጢ ናብ ረብሓና ክንልውጦ ኢና።

የቐንየለይ!

## ባህልን ስነጥበባትን

# ዕላል ምስ ድምጻዊ ዮሃንስ ሃብተኣብ (ወዲ ቀሪን)

*ሚኪኤል በርሀ*



ብዛዕባ ደርፍን ስነ-ጥበብን ሃገርና ክትሓስብ ከለኻ፡ ሓደ ካብቶም ብቐዳምነት ዝቐጀሉኻ መንእሰያት ድምጻውያን እዩ። እዚ ስሙ እናሓደረ ዝዓቢ ዘሎ ድምጻዊ፡ ብውድድር ሽንጉርዋ ዝሓለፈን ኣብ ግዚኡ ድማ ካብቶም ልዑል ተፈታውነት ዘጥረየን ብዙሓት ደገፍቲ ከጥሪ ዝኸኣለን መንእሰይ እዩ። ከም ውጽኢቱ ድማ ኣብቲ ዝተሳተፎ ውድድር ሽንጉርዋ ናይ ካልኣይ ደረጃ ብምሓዝ ብልጹነቱ ዘመስከረ ድምጻዊ እዩ - ድምጻዊ ዮሃንስ ሃብተኣብ (ወዲ ቀሪን)። ወዲ ቀሪን ብ1991 ኣብ ዓዲ ገብራይ ተወሊዱ፡ ኣብ ኣስመራ ጎዳይፍን ገጀረትን ድማ ዕድመ ንእስነቱ ኣሕሊፉ። ዕድሚኡ ንትምህርቲ ምስ ኣኸለ መብዛሕትኡ ናይ መባእታ ትምህርቱ ኣብ ቤት ትምህርቲ ጎዳይፍ፡ ናይ ማእከላይ ደረጃ ትምህርቱ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ናጽነት ተማሂሩ። ናብ 9ይ ክፍሊ ምስ ሓለፈ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ደንደን ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቱ ተኸታቲሉ እዩ። እዚ ምስ ጉጅለ ባህሊ ሸዊት፡ ሓበን ምስ ናይ ሃማመተኤ ዝተፈላለዩ ጉጅለታትን ካልኦትን ልዑል ናይ ስነ-ጥበብ ተመኩሮ ዝቐሰመ ድምጻዊ፡ ሎሚ ሓደ ካብቶም ተጠመትቲ ድምጻውያን ሃገርና ክኸውን በቒዑ ኣሎ። ምስ ስነ-ጥበባዊ ጉዕዞኡን ውልቃዊ ህይወቱን ኣመልኪትና ዘካየድናዮ ዕላል ይስዕብ፥

- **ሰኣማት ወዲ ቀሪን ንጅምር ኣሎና**

ጽቡቕ ምጅማር ይግበረልና።

- **ካብ የሃንስ፡ ወዲ ቀሪን ምባል ስለዝቐለለትኒ እየ ወዲ ቀሪን ኢሎኒ፧ ብሸመይ እያ እዛ ሳጓ ወጺያትካ፧**

ጽገም የብሉን። ሕጂ`ኮ ልዕሊ ስመይ ወዲ ቀሪን እያ መፍለጢተይ ኮይና ዘላ። ወዲ ቀሪን፡ ኣብ ጉያ ትብል ኣብ ተለቪዥን ብተኸታታሊ እትርኣ ዝነበረት "ጉያ" ዘርእስታ ድራማ እናተዋሳእኩ ከለኹ ዝለገበትኒ ሳጓ እያ። እታ ስም ናይ ሓደ ልዑል ባህጊ ናይ ደርፊ ዝነበሮ`ሞ ብሽግሪ ኣዳኡ ግና ብዙሕ ሽግራት ዘሕለፍ ዝነበረ ጠባይ ትውክል እያ ነይራ። እታ ስም ድያ ፍልይቲ ኮይና ወደስ ኣብቲ ተዋስኦ ጽቡቕ ስለ ዝተዋሳእኩ ኣይፈልጥን ካብቶም ኩሎም ናይ ጠባያት ስም ናተይ ጥራይ እያ ለጊባትኒ።

- **ኣተዓብብያኻ ዝኢ ሕጂ ሒዝካዮ ዘለኻ ደረጃን ዓቕምን ጸልዩካ`ዶ ትብል፧**

እወ! ብርግጽ እምበር። ምኽንያቱ ኣብ ንእስነተይ ልዑል ፍቕሪ ናይ ጓይላን ደርፍን እዩ ነይሩኒ። ዳርጋ ካብ ኩሎም ናይ ገዛውትና ጓይላ ተፈልየ ኣይፈልጥን እየ። ኣብ እግሪ ናይቶም ክራር ዝጻወቱ መዚቀኛታት እየ ኮፍ ኢለ ዝሓድር ነይረ። ብፍላይ ቀዳመ ሰንበት ካብ ጓይላ ተፈልየ ኣይፈልጥን እየ። ከምኡ ምስ ጀመርኩ፡ ቀዩቋ እናበርትዐ መጸየ። ኺ ኹሉ ድማ ምሽት ክኸውን ከሎ ማዕጾ ክዕጾ ጀሚረ። ኣነ ግና መትሓዚ ኣይነበረንን። ንገዛ ክጻወት ምስ ወጻኹ ምሉእ መዓልቲ ከይኣተኹ ይውዕል። በርከስ ገዛ ተኣትየ ክዕጾ ስለዝኾንኩ(ናይ ሓብር ሰላቕ)።

- **እዚ ኩሉ ካብ ግዝኻ እናሸፈትካ ትሓድሮ ዝበርካ ጓይላ ደስ`ዶ ይብለካ ነይሩ፧**

የጸልለኒ እምበር። ደስ እንተዘይብለኒ እሞ ክንደዚ ዝኣክል መስዋእቲ ኣይምኸፈልኩሉን። ሕጂ ክዝክሮ ከለኹ፡ ልዕሊ ኩሉ ግና እቲ ንጸባሒቱ ንጉብሮ ዝበርና እዩ ዝምስጠኒ። ንጸባሒቱ እታ ኩላ ክርእያ ዝሓደርኩ እየ ዝጉብራ፡ ንገለኦም ብራሓ የትሕዞም ንገለኦም ኣጣቕዑ እናበልኩ ኣነ ድማ ብታኒካ ክራር ክጻወትን ክደርፍን እየ ዝውዕል ነይረ።

- **ንመጀመርታ ግዜኻ ምስ መን ጉጅለ ባህሊ ኢኻ ተጸንቢርካ፧**

እዚ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስኩልካ ኢጋጥሚ ኣዝዩ ንእሽተይ ከለኹ እዩ ነይሩ። ድሓር እናንበዘኩ ምስ ከድኩ ማለት 3ይ ክፍሊ ኣብለ ምስ በጺሕኩ፣ ምስ ጉጅለ ባህሊ ናይ ሃማመተኤ ደብባዊ ምዕራብ ተጸንበረ። ድሕረ`ውን ምስታ ሓርነት ወረደ ዝመስረታ `ሓበን` ትብሃል ጉጅለ ባህሊ ተጸንበረ ነይረ። ኣብቲ እዋን ድማ ብዙሓት ድምጻ ደርፍታት ምስ ብጾተይ ኮይነ ይደርፍ ነይረ። ምስ ጉጅለ ሓበን ድማ ኣብ ዝተፈላለዩ ናይ ፈስቲቫል ምርኢታት`ውን ተሳቲፈ ነይረ እየ።



**• ድሕሪኡ`ውን ምስ ጉጅለ ባህሊ ሸዊት ተጸንበርካ ነይርካ፣ ብኸመይ ኢኻ ናብታ ጉጅለ ተጸንበርካ፧**

ኣብ መጀመርያ ምስ ጉጅለ ባህሊ ኣሰር እየ ተጸንበረ ነይረ። ኣብቲ እዋን እቲ ኣሰር ናይ ነኣሽቱ ጉጅለ ባህሊ ነይራቶም ኢያ። ሓደ መዓልቲ ግና ኣብ ቴለቪዥን ርግኣት ፍስሃ ትብሃል ንፍዕቲ ደምጻዊት ክትደርፍ ረኤያ። ጎረቤተይ ስለ ዝነበረት ሽዑ ንሽዑ ከይደ ኣብዩ ጉጅለ ባህሊ ከምእትሰርሕን ኣብዩ ልምምድ ከም ዘካይዱን ሓቲተያ። ኣብቲ ሽዑ እዋን ናይ ቀልዓ ነገር ግዲ ኮይኑ ኣብ ተሌቪዥን ክርአ ልዑል ባህጊ እዩ ነይሩኒ። ቡቲ ዝሓበረትኒ ማሰረት ድማ ንኡብስሄር ስኡጥበባዊ ኣሲያስ ጺጋይ( ኣላዪ ናይታ ጉጅለ እዩ ነይሩ።) ከይደ ደረኽቡ። ባዕለይ እየ ከይደየ። ብጣዕሚ እየ ንእሽተይ ነይረ። ምስ ረኸብክዎ "ጣ ኣሲያስ ኣነ ምሳኹም ክደርፍ ደልየ" ኢለዮ። እቲ ትሪ ዘራብዩ ግዲ ኣገሪምዎ፡ "ንስኻ ድኣ እንታይ ክትደርፍ" ኢሉ እናተገረመ ይሓተኒ። ኣነ ድማ ብዙሕ ከይሓፈርኩ "መዓት ደርፊ እንደዩ ዘለኒ" ይብሎ። ቡቲ መልሰይን ድፍረተይ ግዲ ተሓጉሱ በል ቀዳም ምጻእ ክፍትሃካ እየ ኢሉኒ። በዚ ድማ ኣባል ናይታ ጉጅለ ክኸውን በቒዐ። ናይ ብሓቂ ድማ መሰረት ናይ ስነጥበባዊ ጉዕዞይ ኣብዛ ጉጅለ እየ ሃኒጸየ።

**• ድራማታት`ውን ትፈታትን ነይርካ ኢኻ ማስለ፧**

እወ ይፈታትን ነይረ እየ። ኣነ ኣብ ደርፊ እምበር ኣብ ድራማ ብዙሕ ዘድምዕ ኮይኑ ስለዘይስመዓኒ ብዙሕ ኣይቀጸልክዎን እምበር ኣብ ሸዊት ከለኹ ብዙሓት ድራማታት ሰሪሐ እየ። ሰሚራ ትብልን ተኸታታሊት ድራማ ጉያን ድማ ካብቶን ተጠቀስቲ ዝሰራሕኩለን ድራማታት እየን። እቲ ጽቡቕ ነገር ናይ ሸዊት፣ ኣብ ኩሉ ኢኻ ትኣቱ። ኩላትና ብሓንሳብ ልምምድ ስለ እነካይድ ኣብ ሳዕሰዒት ትኣቱ፣ ጸኒሕካ ድማ ኣብ ድራማ ትርኢ። ኣብ ደርፊ ትርኢ። ኮታ ኣብቲ ግዜ እንተሃሊኻ ኣብ ኩሉ ኢኻ ትኣቱ።

**• ናይ ሸዊት ዝኽርታት እንተለካ፧**

ኣብ ሸዊት ብዙሕ ህይወትን ዝኽርታትን እዩ ዘለኒ። እታ ክሳብ ሕጂ ብዚያዳ ዝዝክራ ግና ናይ ኣሲያስ ጺጋይ ኣብ ልዕለይ ዝዘበሮ ተገዳስነት እዩ። እቲ ናብ ሸዊት ዝተጸንበርኩሉ እዋን ንእሽተይ ከለኹ፣ ግና ንእስነተይ ከይጸገበኩን ዋዕዳይ ከይበለየለይን ከሎ እዩ። ሕጂ ክዝክሮ ከለኹ፣ በዚ ናይ ሕጂ መለክዒታተይ፣ ኣብቲ እዋን`ቲ ዳርጋ ስኡ-ስርዓት ኣይነበረንን። ሓንቲ ደርፊ እንተደረፈ መሊቖ ናብ ጸወታይ እየ ዝኸይድ። ኩሉ ግዜ ብትሕቲ ክዳነይ ካሱየካ ለቢሰ እየ ናብ ሸዊት ዝኸይድ ነይረ። ሓንቲ ደርፊ እንተደረፈ ግና ናብዛ ሜዳይ እየ ዝኸይድ። ኣሲያስ ግና ብዙሕ እዩ ተጸሚሙኒ። ኣብቲ እዋን`ቲ ብዛዕባ መጻእያይ ዝረኣዮ ግዲ ነይሩ ኮይኑ ኣብዩ ክበጽሕ ዘይኣመሉ ክጉብር ጀሚሩ። እታ ኣብ ግዛ ዝገደፍክዋ ምዕጻው ግዛ ስብ ቀይራ ብኣላይናን ኣቦናን ኣሲያስ ጺጋይ ክትግጥመኒ ጀሚራ።

**• ናብ ህዝቢ ዝወጸኻላ ደርፊ እንታይ እያ ትብል ነይራ፧ ዝበረ ግብረ መልሲ`ሽ ከመይ ትዝክሮ፧**

`ኣደይ ወላዲተይ` ትብል ደርፊ እያ ነይራ። እዛ ደርፊ ድምጻ ኮይና ቅድመይ`ውን ድምጻዊ ጀማል ሮሞዳን ደሪፍዋ ነይሩ እዩ። ጌጋ ድኣ ይኸሰኣለይ እምበር ናይ ሰውራ ደርፊ እያ ማስለኒ። ሓፈሻዊ ትሕስቶኣ ብዛዕባ ሓንቲ ለዋህ ኣደ ኮይና ውሉዳ እዩ ዝደርፈሉ። ጻማኺ ከይከፈልኩኺ ተፈሊኺኺ እዩ ድማ ዝብሎ። እዛ ደርፊ ምስ ጉጅለ ባህሊ ሸዊት ኮይነ እየ ሰሪሐያ። ኣብ ቴለቪዥን ብቐጻሊ ትመጽእ ስለዝነበረት ኣብቲ ግዜ`ቲ ምስ ህዝቢ ጽቡቕ ገይራ እያ ኣፋሊጣትኒ። ብዚይካ እዚ`ውን ኣብ ዓደና ሊጣን ሓደ ዓመት ኣብ ዝተማሃርኩሉ ኢጋጥሚ፡ ልዑል ተፈላጥነት ኣጥርየናለይ ዝበራ ክልተ ደርፍታት ይደርፍ ነይረ። እዘን ደርፍታት ኣብ መዕጸዊ ቤት ትምህርቲ እየ ኣቕሪበየን። ምስ ሚሊ(ኣባትየ) ዝበሃል ካልኣየይ ብመማህር ረዘ ዝበሃል ኣላይና እናተመራሕና ኢና ኣቕሪብናየን ነይርና።

**• ኣብታ `ኣደይ` ትብል ደርፊ ዘሎካ ጦብላሕታ ከመይ ትገልጾ፧**

ብዙሕ ጦብላሕታ እዩ ዘለኒ። ቀደም ኣዝዩ ወፁይ እየ ነይረ። ምስ ደቂ ገዛውተይ ድማ ናይ ንእሽቶይ ነገር፣ ብዙሕ ነገር ኢና ንጉብር ነይርና። ድላይና ገይርና ድማ ንዝደም። እዛ ደርፊ ምስ ሰራሕክዋ ግና ከምኡ ዝበሃል ነገር ተሪፉ። ምስ የዕሩኽተይ ዝኾነ ነገር ገይርና ክንዝደም ኣብ ንፍትሓሉ ኢጋጥሚ ንዓይ የሰልዩኒ። "ጽናሕ ፈሊጠካ ኣለኹ፣ እቲ ኣብ ቴለቪዥን ዝረአ ቀልዓ ኢኻ፣" (ናይ ሓቦር ሰሓቕ።) ክብሉኒ ምስ ጀመሩ ከይፈተኹ እየ ስነስርዓት ክጉብር ጀሚረ። ሽዑ ዝጀመረኒ ሕፍረት ድማ ክሳብ ሕጂ ምሳይ ይጎዓዝ ኣሎ።

**• እዚ ኩሉ ዋጋኻን ዘረባኻን ድኣ ሕጂ ካበይ ኣምጺኻዮ፧**

በይንኻ ስለዘለኻ!! (ናይ ሓቦር ሰሓቕ)። እምበር ሓፋር እየ። ብፍላይ ሰብ ተኣኪቦም እንተጸኒሖምኒ ካብ ሕፍረት ዝተላዕለ ሰላም ከይብልኩዎም እየ ዝሓልፍ።

**• ድሕሪኡ ጉዕዞኻ ከመይ ነበረ፧**

ኣብ ሸዊት ነዊሕ ዓመታት ሰሪሐ እየ። ብርክት ዝበሉ ድራማታትን ደርፍታትን ድማ ሰሪሐ። ድሕሪ ናይ ሸዊት ጉዕዞይ ኣብ ሸንጎሩዋ ምስታፍ እዩ ነይሩ። ኣብ ሞንጎ 2011ን 2012 ዝበረ መበል 3ይ ውድድር ሸንጎርዋ ተሳቲፈ ድማ ጽቡቕ ስም ክረክብ ክኢለ እየ። ኣብ መወዳእታ ብምብጻሕ ድማ ናይ 2ይ ደረጃ ብምርካብ ተሸሊመ ነይረ። ማዕረ ማዕረ ናይ ሸንጎርዋ ውድድራተይ ድማ በዓል `ወጋሕ ፈታሕ` ትብል ደርፈይን

እታ ዝደገምኩዋ ናይ ተኸስተ ስለሙን ደርፌ `ናይ ቀደም ዓርከይ` ትብል ደርፈይን ድማ ኣብቲ እዋን`ቲ ጽቡ`ቕ ተሰማዕነት ክረኽበለን ካብ ዝኸኣልኩ ደርፍታት እየን፡፡

**• ኣብ ሸንገርዋ ዘለካ ዝኽርታት ከተካፍለና፤**

ካብ ዝገርመካ ሕጂ ክዝክሮ ከለኹ ባህ ኢሉኒ እየ ዝዝክሮ፡፡ እቲ ዝበረና ህል`ኽን ንጉቦሮ ዝበርና ጻዕርን ክሳብ ሕጂ እዩ ዝረኣየኒ፡፡ ናይ ብሓቂ ተዘኮሪ እዩ፡፡

**• ወዲ ቀሪን ዝይዳ በቶም እትህቦም ዝበርካ ፍሉያት መልስታትን መግለጺታትን ኢኻ ትፍለጥ ነይርካ፡፡ ብዛዕባ`ዚ እንታይ ትብሎ ኣለካ፤**

በቲ ዝሀቦ ዝበርኩ መልስታት ብዙሓት ይዛረቡ ነይሮም እዮም፡፡ ከም ምኩሕ ትዕቢቴኛ ገይሮም ዝረኣዩኒ ሰባት ድማ ብዙሓት እዮም፡፡ ኣነ ናብቲ ውድድር ክዕወት ኢለ እየ ዝኣቱ፡፡ ብዓይኒ ሓቂ ድማ ብምሉእ ርእሰ ተኣማንነት እየ ናብቲ ናይ መውዳእታ ውድድር ኣትየ፡፡ እቶም ዝሀቦም ዝበርኩ መግለጺታትን ርኢቶታትን ድማ ንመርገጸየይ ዝውክሉ እዮም ነይሮም፡፡ መስከንከኔን እናበልኩ ክምልስ ድማ ኣይተዋሕጠለይን፡፡ በዚ መልሰይ ተቐሲቦም ድማ ብዙሓት ሰባት ክሳብ ሕጂ ከም ትዕቢተኛ ዝርእዩኒ ኣለዉ፡፡

**• ሸንገርዋ ኣብ ምህናጽ ብሉጻት ስነ-ጥበባውያን ዘለዋ ተራ ከመይ ትገልጾ፤**

መግለጺ ይሓጽረኒ እዩ፡፡ ኣዝዩ ልዑል ተራ እዩ ዘለዋ፡፡ ብኸሉ መዳዩ ንስነጥበባውያንን ስነ-ጥበብን ሃገርና ዘዕቢ ኣገዳሲ ውድድር እዩ፡፡ ከም ኣብነት ንበዓል ምሪያም ሻውሼ እዚ ናይ መዋድእታ ሸንገርዋ ዝተዓወተ ዓወትን ኣብነትን መግለጽን ኣገዳስነት ሸንገርዋ እዮም፡፡ ሸንገርዋ ናብ ዞባታት እናወረደ ውድድራት እንተዘይሰርዕ እዞም ብሉጻት ድምጻውያን ምረኸብናዮም`ዶ፤ መልሲ ዘድልዮ ሕቶ እዩ፡፡

**• ድሕሪ ሸንገርዋ ዘውጻእካያ `ፈረሐ` ትብል ጥዕምቲ ደርፌ ኣላትካ፡፡ ዋንነት ዜማን ግጥምን ናይዛ ደርፌ መን እዩ ሰሪሑልካ፤ ብዛዕባ እንታይ እያ`ኸ፤**

እዛ ደርፌ ካብዞን ኣብታ `ሌላ` ትብል




ካሴተይ ዝርከብ ዓሰርተ ደርፍታተይ ሓንቲ እያ፡፡ ግጥምን ዜማን ሃብቶም የማነ እዩ ሰሪሑለይ፡፡ በዚ ኣጋጣሚ ኣብዛ ደርፌ ንዝተሳተፉ ኩሎም መሳርሕተይ ከማስግኖም ይደሊ፡፡ ብዛዕባ ሓፈሻዊ ትሕዝቶ ናይዛ ደርፌ እንተኾይኑ ድማ ብዛዕባ ሓደ ንኣፍቃሪቱ ጸብቐለይ ኢሉ ዝበኾ`ሽና እሞ፡ ምሕር ምስ ጸበቐት ድማ ከይወስዱሉ ዝፈርሕ ጠባይ እተንጸባርቕ እያ፡፡

**• ኣሰራርሓ ኣልበምካ ከመይ ትገልጾ፤ በዓህታን ወጺኢታን፤**

ብዓይኒ ሓቂ ክንዛረብ እንተ`ኳንና ኣልበም ክትሰርሕ ኣዝዩ ኣህላኺ እዩ፡፡ ጉልበትካ ኣይትብል ገንዘብካን ግዜኻን ኣዝዩ ይፈታተኻ እዩ፡፡ እቲ ብሉጽ ሸነኽ ናይ ኣልበም ግና ዓቢ ስም ትገድፍ ምህላውካ እዩ፡፡ ብስምካ ናተይ ትብሎ እኩብ ስነ-ጥበባዊ ፍርያት ክህልወካ ክንደይ ጸቡ`ቕ ነገር ምኻኑ ካብ ኣልቡመይ ተረዲአ እዩ፡፡

**• ኣብዚ ሕጂ እዋን ጸቡ`ቕ ስም ትረኽበሉ ዘለኻ `ልዋመይ` እትብል ተኸታታሊት ደርፌ ናብ ህዝቢ ዘርጊሕካ ኣለኻ፡፡ ኣብጋግካን ኣሰራርሓን ናይዛ ደርፌ ከመይ እዩ፤**

እዛ ደርፌ ግጥሚ ጉብርሂወት ጸሃዮ ክጽሕፉ ከሎ ዜማ ድማ መንእሰይ ድምጻዊ ኤርምያስ ክፍለዝጊ እዩ ሰሪሕዋ፡፡ ዳይረክተን ድማ `D.R.SWEET ♪` እዩ ገይርዋ፡፡ ብዛዕባ ኣብጋግስኣ እንተኾይኑ ዘርግም እዩ፡፡ ቅድም እዛ ኣብ`ዚ ደርፌ ዘላ ዜማ እያ ተሰሪሓ፡፡ ቅድሚ ሰለስተ ዓመት ኣብሉ እዩ ኤርምያስ ንዕኡ ክትትኖ ሰሪሕዋ፡፡ ዳይረክተር `D.R.SWEET ♪` ድማ እዛ ስራሕ ባዕለይ እየ ዝሰርሓ ኢሉ ግዜ ክጸበየላ ከቢቢ ሰለስተ ዓመት ምስኡ ሒዚዋ ትም ኢሉ፡፡ ሓደ መዓልቲ ኤርምያስ ምስ ገርየ እና ኣዕሊሉ ከለው፡ ገርየ ንኤርምያስ ይልእኾ፡፡ ኤርምያስ ድማ በል እዛ ደርፌ ክትሰምዓ ጽናሕ ኢሉ ሞባይሉ ሂብዎ ይኸይድ፡፡ እታ ዝጸሎ ደርፌ እና ሰማዓ ከሎ ድማ እዛ ዜማ`ዚአ ደድሕሪኣ ብምምጻእ ይሰምዓ፡፡ ገርየ ካብ መጠን ንላዕሊ ፈትይዋ፡ ንኤርምያስ ባዕለይ እየ ዝሰርሓላ ኢሉ ይላብዎ፡፡ በዚ ድማ ኢላ ኢላ ናባይ በጺሓ፡፡ ኣብ መውዳእታ ድማ እዚ ኩሉ ዓመታት ተጸቢየ ኣነ ተዓዊተሉ፡ ከም ዝማስሉ ንሰም መዓልቲ እየም ዝጸበየላ ነይሮም፡ እታ ደርፌ ድማ ንዓይ እያ ትጸበ ነይራ ማስሉ(ናይ ሓቦር ሰሓቕ)፡፡ ናትካ ዝበሎ ኣይትስእኖን ኢኻ፡፡ ናይ ብሓቂ ኤርምያስ ኣዚያ ብልጽቲ ህያብ እዩ ሂቡኒ፡፡ በዚ ኣጋጣሚ ድማ ኑቶም ኩሎም ኣብዛ ደርፌ ዝሰርሑ ሰባት የማስግኖም፡፡

**• ሓፈሻዊ ትሕዝቶ ናይ`ዛ ደርፌ ከተዕልለና፤**

እዛ ደርፌ ብዛዕባ ኣፍቃሪቱ ዝጠፈኣቶ ኣፍቃሪ እያ ተዘንቱ፡፡ ኣብ ቀዳማይ ክፋል እቲ ኣፍቃሪ ኣፍቃሪቱ ኣበይ ከምዝላ ንምፍላጥ ዘይፍትሾ ቦታ የብሉን፡፡ ምስ ኩሉ ነገር እዩ ድማ ዞማርር፡፡ ኣብ መውዳእታ ድማ ኑቲ ልዑል ፈጣሪ ትምኒቱ የሕሊፉ እዩ ዘውድኣ፡፡ ኣብ ካልኣይ ክፋል እታ ኣፍቃሪቱ ድሃይ



ክትጉብረሉ ከለ እያ ተዘንተ። ኣብ መወዳእታ ድማ ንሽድሕና ምስቲ ሒዝዋ ዘሎ ሓዩሊ ንኽፉለም እና ኣንቀለ እያ እትዛዘም።

- **ካብ ሰባት ዝመጽካ ዝበረ ግብረ መልሲ!**

ይገርመካ እዩ። እቲ ሰብ ኩሉ እዩ ብልዋም ተቓቢሉ። ዋላ ኣንስቲ ከይተረፋ እየን ምሳይ ተቓቢለን። ካልኣይ ክፋል ምስ ወጸት፡ ኣብ ዳስ ገለ ክረኽበካ ከለዋ ሓቚፈን ብምስዓም `እንቋዕ ጥራይ ደሃይ ረኺበካ` ብምባል እየን መግለጺ ሓጎሰን ኣርእየናኒ። ከምዚ 'ሕጂስ ሞት ከም ኣዓም` ዝበላ እየን ዝመስላ።

- **ኣብ ሳልሳይ ክፋል ከ እንታይ እዩ ዘጋጥም?**

ገና ኣይተሰርሐትን ኣላ።

- **እዋእ! እሞ ተቓቒለና ኣለኻ! ክትፋለም ኢኻ ተበጊስካ ዘለኻ መስለኒ። ምስኣ ድኣ ከይድርበኻ።**

ሓዩኣ ኣሎ። ንልዋመይ ዘይከውን ድማ ኣይኮኑን።

- **ከም ዝመስለኒ ከምዚ ዓይነት ተኸታታሊ ድርፊ ኣብ ሃገርና ኣይተለምደን። ትጽቢትካን ዝረኸብካዮ ግብረ መልስን ከመይ ትገልጾ?**

ኣዝዩ ዘገርምን ልዕሊ ትጽቢተይን ግብረ መልሲ እየ ረኺበ። ዳርጋ ብዙሕ ሰብ ምሳይ ተቐንዘዩን ንልዋመይ ኣዳልዩንን እዩ። ብዘይ ቀለዓለም እቲ ዝበረ ግብረ መልሲ ልዕሊ ትጽቢተይ እዩ።

- **ብዙሓት ሰባት እዛ ድርፊ ኣብ ዘይግዝኦ ዝወጸት እናበሉ ዝዛረቡ ኣለዉ። ማለት ኣቐድም ኣቢላ ወጽያ እንተ ትኸውን ዝያዳ ተቐባልነት ምረኸበት ዝበሉ ኣለዉ። ኣብዚ እንታይ ርእይቶ ኣለካ?**

ሓቆም ክኾኑ ይኽእሉ እዮም። እንተኾነ ሕጂ`ውን ማይ ኣይሓለፎን። ብናተይ መረዳእታ እቲ ዛንታ ኣካል ዛንታን ታሪኽን መንእሰያትና ስለዝኾነ ሕጂ`ውን ገና ኣገዳስነት ዘለዋ ድርፊ እያ።

- **ኣብ ቀዳማይ ክፋል ምስሊ ኣፍሪቃ ትርኢ እያ። ሓቀኛ ካርታ ድያ ወይስ ብሓገዝ ኮምፕዩተር ዝተሰርሐት እያ። ንምንታይ ክትወክል ኢኺም`ከ ኣቢኹ ተንቀሳቓሲ ስእሊ የእቲኹም?**



እታ ካርታ ኣፍሪቃ ብሓገዝ ኮምፕዩተር ዝተሰርሐት እምበር፡ ኣብ ከውንነት ኣብቲ ንርእዮ ገዛ ዝተቐርጸት ኣይኮነትን። ብዛዕባ ትርጉማ ድማ ሰብ በብመንገዱ ክትርጉማ ክበድፎ ደስ ምበለኒ። ሕጂ እዝን እትን እንተኢሉ ናይ ምሕሳብ ናጽነት ሰማዕተይ ከየባሳሹ።

- **ኣብ ህይወትካ ዝኸሰብካዮም ነገራት?**

ቀዳማይ ነገር ሰበይተይን ደቀይን። ካልኣይ ድማ ኣብ ስነጥበባዊ ጉዕዞይ ንኢሳያስን ጉጀለ ባህሊ ሸዊትን ምኽሳበይ ዕድለኛ እየ።

- **ዝተሓለኸሎ መዓልቲ?**

ቀዳማይ ወደይ ዝተወለደላ መዓልቲ። ምኽንያቱ ኣወላልድኡ ከቢድ እዩ ነይሩ። ብዘይ ንሱ`ውን ኣብ መርዓይ ብምንባሩ ብዙሕ ገልጠምጠም እዩ ሓሊፉ።

- **ካብ ደርፍታትካ ደስ ትብለካ ደርፊ?**

ቅድሚ ሕጂ ወጋሕ ፈታሕን ኣይበይልኩን ኢለ ነይረ። ሕጂ ግና `ልዋመይ` ምበልኩ። ናይ ብሓቂ እያ ደስ ትብለኒ። ናተይ ከላ ሕጂ ክሰምዓ ከለኹ ቁጽርጽር ከም ዝብል እያ ትገብረኒ።

- **ካብ ኤርትራውያን ደረፍቲ ዝምስጠካ ደራፊ?**

ብዙሓት እንድዮም ዝምስጡኒ። ዝያዳ ኩሎም ግና ባርያ ካብ መጠን ንላዕሊ እዩ ዝምስጠኒ።

- **ደራፋይ እንተዘይትኸውን እንታይ ምኾንካ?**

ሸቃጣይ!! (ናይ ሓብር ሰሓቕ)። ከም ኣቦይ። ኣብ ጉዳና ካልእ ምርጫ ኣይተቐረበልናን።

- **ኣብ ሞያኻ ዝወሰድካዮም ስልጠናታት?**

ኣብ ጉጀለ ባህሊ ሸዊት ከለኹ ናይ `ፍሉት` ትብሃል መሳርሒት መዚቃ ትምህርቲ ወሲደ ነይረ። ብተወሳኺ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ መዚቃ ኣስመራ ብዛዕባ ጊታር ናይ ክልተ ዓመት ስልጠና ወሲደ ነይረ።

- **ሓደ ዕወት ደራፋይ ንምኳን ክተማልኦም ዘለካ ነጥብታት?**

ስነስርዓት ክህልወካ ኣለዎ። ስነስርዓት ክበልካ ከልኺ፡ ኣብቲ ሞያ ዘለካ ስነስርዓት ማለተይ እዩ። ኣብቲ ሞያ ክትደክም ኣለካ፡ ምቕሉል ክትከውን ኣለካ። በዓቢኡ ድማ ኣብቲ ሞያ ወፋይ ክትከውን ኣለካ።

- **ኣብ መወዳእታ ክትብሎ ትደሊ ነገር እንተልዩ?**

ብዛዕባ ኣብ ሽግሩዋ ዘጋጥሚ ነገር ክዛረበሉ ደስ ምበለኒ። ኣብዮም ዝፈልጥዎምን ዘጋጠሙኒን ሰባት ካብቲ ኣብ ግዜ ውድድር ዝተዛረብክዎ ዘረባ ተበጊሶም፡ ከም ትዕቢተኛ ዝተረድኡኒ ብዙሓት እዮም። እቲ ዝተዛረብክዎ ዘረባ በቲ ውድድር ዝፈጠሮ ህልኽ ዝተዛረብክዎ እምበር፡ ካልእ ትርጉም ዘለዎ ኣይኮነን። ኣነ ግና ከምኡ ኣይኮንኩን። ኣብ ዲፕሎማሲ ንፉዕ ኣይኮንኩን። ብተወሳኺ`ውን ሓፋር እየ። ሓደ ሓደ እዋን ብሰንኪ እዚም ዘለዉኒ ሕጽረታት ሰባት ሰላም ከይበልኩ ሓሊፈ ይኸውን እየ። እዚ ግና ስለዝተዓበኹ ዘይኮንኩ፡ ብሰንኪ ሕጽረታተይ እዩ። ናይ ብሓቂ እዚ መረዳእታ እዚ ኣብ ስነጥበባዊ ጉዕዞይ ብዙሕ ጸገማት ኣጋጢሙኒ እዩ። እቶም ኣብ ልዕለይ ከምዚ መረዳእታ ዘለኩም ህዝበይን ሰማዕተይን ድማ ብቕኑዕ መረዳእታ ክትእርምዎ ይምሕጸን።

- **ክተማዕምን ዕድል ክህበካ!**

ቀዳማይ ነገር ንበዓልቲ ቤተይ ሳምራዊት ኣኽሊሉ ምስ ደቃ። ካልኣይ ድማ ንስድራይን ስድራቤታን ክማዕምን ይደሊ። ቀጺለ ድማ ኑቶም ኩሎም ኣብ ስነጥበባዊ ጉዕዞይ እጃሞም ዘበርከቱ ስነጥበባውያን ክማዕምኖም ይደሊ። እዚ ተበጺሑ ዘሎ ደረጃ ሳላኹም እዩ እሞ ክብሪ ንዓኹም ኩሎም ይደሊ።

- **ኣነ`ውን ኣዝየ እየ ዘመስግነካ። ስለቲ ምቕሉል ኣቀራርባኻ ከምኡ`ውን ዘይሞና ዕላልካን ዋዛኻን። ኣብ ቀጻሊ ብኻልእ ኣጋጣሚ ክንራኸብ ድማ እምነተይ።**

# ምስትምቓር ጥበብ








ሃማመተኤ፡ ሮቡዕ 1 ግንቦት ምሸት ምስትምቓር ጥበብ፡ ታሪኽን ኣበርክቶን ህቡብ ደራሲ ተኪኤ በየነ ኣካይዱ ነይሩ። ኣብቲ ጉዳይምን መንእሰያትን ስነጥበበኛታት፡ ዕዱማት ኣጋይሽን ስድራቤት ስዉእ ተኪአ በየነን እተሳተፍዎ፡ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጁንየር ክለብ) እተኻየደ ናይ ዝኽሪ ምሸት፡ ንልሉይ ስራሕን ኣበርክቶን ስነጥበበኛ ተኪኤ በየነ ዘዘኻኽር ጥበባዊ ስራሕ ክቐርብ ኣምስዩ። ኣብቲ ናይ ዝኽሪ ምሸት፡ ደራስን ተመራማርን ታሪኽ ኣቶ ኣለምሰገድ ተስፋይ ዝጸሓፎ ብደራሲ ደበሳይ ወልዱ እተነበ ጽሑፍ ሓደ ካብቲ ነቲ ምሸት ድምቀት ዝሃበን ተምሳጥ ዘሕደረን ነይሩ። እቲ ጽሑፍ ከም ዘለዎ ንንባብ ቀሪቡ ኣሎ፥

# ተኪአ በየነ

*ብኣለምሰገድ ተስፋይ*

ሓደ መዓልቲ፡ ንተኪአ በየነ ኣንገሀ ደዊሉ፡ "እደልየካ`ሎኹ፡ ንዓ ኦፊሰይ" ኢለዮ። ግድን ከኣ ኢለዮ ምኽንቲ ኽይኣብየኒ። ቀልጢፉ ምስ መጸ፡ "ድሓን ዲኻ?" ኢሉኒ፡ ጉዳይ ወይ ኽስድራይ ገለ ዘጓነፈና መሲሉዎ።

ከይተዛረብኩ፡ ናይ 1960 ጋዜጣ ዘመን ገንጺለ ሓንቲ ምልክታ ኣርኢየዮ። "መርዓ ወደይ ተከአ በየነ ኣብ'ዚ ዕለት`ዚ ኽውዕል ስለ ዝኾነ፡ ኣብቲ ፈለማ ኣብዚ ምሳይ ሓቢርኩም ክትውዕሉ ብኽብሪ እዕድመኩም ኣሎኹ። እየም ብሰንኪ ሕጽረት ወረቐት ዕድመ ዘይበጽሓኩም ፈተውትን መቕርብን ድማ በዚ ምልክታ`ዚ ተዓደምኩም ኣሎኹም። ይብሉ ግራዝማች በየነ መብራህቱ" እያ ትብል ነይራ፡ ወይ ንሱ ዝመስል ቃላት።

"በሾትየ፡ ኣነ ኽአ ወይ ገለ ኣዝሒፉዎ`ሎ ወይ ስቡሓት ተስፋይ ገለ ኾይኑ`ሎ ኢለ ሂፍ እናበልኩ መጺአ።" ስቡሓት ተስፋይ ማለት ዓቢ ሓወይ፡ መሳርሕቱን ዓርኩን ዝነበረ እዩ። ሽው እናሰሓቕናን ኣብ ሃለሌ



ቡን እናሰተናን ብዛዕባ መርዕኡ፡ ብዛዕባ ማእዝን ደቁን ኣተዓብብያኦምን ኣሰፊሑ ኣዘንትዩለይ። ብዛዕባ ፍቕራን ፍቕሩን፡ ሞያኣን ተኣማንነታ ከም ብዓልቲ ቤትን ዓቃል ሕብሓቦኣ ከም

ወላዲትን ካብ ቃላቱ እየ ሰሚዐየ። ተከኤ ማለት ማእዛ ምኳኑ ሽዑ ተገንዘብኩ።

"ሃብታም ኢኻ" ኢለዮ።

"ድኻ`ባ መድኽደኽ።"

"ስማዕ፡ መን ኣሎ ካብ'ዚም መዚና ከማኻ ዝዘዓወተ? ኣብቲ ግዜ ንእሰትና መብዝሕትና ፈቐድኡ ዓዝርዝር ክንብል፡ ንኽሉ ኣርኪብካሉ። ተመሃራይ ብዓል ሓዳር፡ ናይ ፖለቲካ እሱር፡ ወላዲ፡ ባንከኛ ተባሂልካ፡ ኣብ ኣስመራ ደጀን ትኾነካ ጥምርቲ ስድራ መስሪትካ ኸኣ ተጋዲልካ። ሓርበኛ ኣብልካ ተመሊስካዮ። እዚ ኸይኣኽለካ ኑቲ ሃገራዊ ባንክ ንዓመታት ገዚእካዮ። ኣብ ባጢራ ናቕፋ ፈርማኻ ኣሰፊርካ። ሕጂ ኸኣ ብደቂ ደቅኻ ተኸቢብካ መጻሕፍቲ ትደርስ ኣለኻ። ካብዚ ንላዕሊ መግለጺ ሃብቲ እሸከ ኣምጽኣለይ።" ብዝተሓ ሰሊ.ቓና።

ምስ ተከኦ፡ ዕቱብ ይኹን ተራ ዕላል ጠፊኡኒ ወይ ተመንዩኒ ኣይፈልጥን። ተዛራቢ ጥራይ ዘይኮነ ሰማዒ'ውን ስለ ዝነበረ፡ መቕትን ክበርን ዝልግስ፡ ርህራህ ዘይፍለዮ ሰብ'ዩ ነይሩ። ልቦና ነይሩዎ፡ ግን ኣብ ዘድሊ ኸኣ ቃል ዓለም ኣይነብሮን። ወዋዒንና እናገተተና`ኳ ከም'ቲ ዝድለ ኣዘውቲርና እንተ ዘይተራኸብና፡ ምኽሩን ምቁር ዋዛታቱን ዝናፍቕ ሰብ`ዩ ነይሩ። ደምጹን ሰሓቑን ጽሬቱን ኣለባብሰኡን ደገም ኣይክርስዕን እየ፡ ኑተን "በሾቲያ፡ ኣብ ጥረግ" ዝበሎ ዘውቱራት ኣጸዋውዓኡ ኣይክሰምዖንን እየ ኣለ ኸኣምን ከኣ የጽግመኒ።

ዜና ዕረፍቱ ካብ ዝሰምዕ "ንተከአ ኣበይ እየ ፈለማ ተፋሊጠዮ?" እናበልኩ ንነፍሰይ ክሓታ ቐንየ። በል እንተ በልኩ ግን ኑታ ኣጋጣሚት ክረኽብ ኣይከኣልኩን። ብኣካል ዘይኮነስ ብኻልእ መገዲ እፈልጦ ጸኒሐ፡ ከም'ዛ ኣቐዲምና ንፋለጥ ዝነበርና'ሞ ሕውሰ ዝተበኣሃልና ኾይኑ ይሰምዓኒ። መዓስ ምንባሩ`ውን ኣይዝክርን - ኣርብዓ-ሓምሳ ዓመት ይገብር ይኸውን። ርግጸኛ እየ፡ እዚ ጸገም ናይ ብዙሓት ፈለጥቱ ክኸውን ከም ዝኽእል። ግን ከኣ ኸገርም ኣይግባእን ምኽንያቱ ከም ተከአ በዩ ንዘማስሉ ሰባት፡ ግዜን ቦታን ክትፈልየሎም ወይ ኣብ ሓደ መቓን ክትሓጽሮም ስለ ዘሸግር። ንብዙሓት ዝሓቑፍ ዓቢ ልቢ ዘለዎ ሰብ፡ ክልል ናይ ግዜን ቦታን ክትገብረሉ ዝከኣል ኣይኮነን። እቲ ባህርያቱ ባዕሉ ፈንጺ.ጉ ስለ ዝወጽእ፡ ክዝርጋሕ



እምበር ክኹርመ ስለ ዘይመርጽ፡ ኣይቅየድን እዩ።

ተከአ ኸም'ኡ እዩ ነይሩ፣ ኣብ ኩሉ ይጸንሓካ ወይ ይመጽኣካ። እንዳ ሓገሱ እንዳ ሓዘን፡ እንዳ ድኻ፡ እንዳ ሃብታም፡ ምስ ዓቢ ምስ ንእሽቶ... ምስ ቁልዑ'ውን። ሓደ መዓልቲ ሕቑፍ ዕምባባ ሒዙ፡ እንዳ ሓዘን ኣብጽሓኒ ኢሉኒ። "ዋእ! እንዳ ሓዘንስ ዕምባባ?" ኢለዮ።

"ስሙናት ዝሓለፈ ስለ ዝኾነስ ኣይጸልእዎን'የም ዝኾኑ" እናበለ ናብ ዘይፈልጦም ሓዘንተኛታት ወሰዱኒ። ኣዘዮም ተሓጒሶም፡ ኣብ ዲቕ ዝበለ ዕላል ኣቲና፡ ኣስሒቑን ኣዘናጊዑን ተፋንዩምም።

በቲ ሓደ ወገን ኸዚ ዝማስል ዘመናዊ ወይ ሞደርን ዝኾነ ነገራት ክገብር ትርእዮ፡ በቲ ኻልእ ድማ ወድ'ስመራን ዕቢይ ኣስመራን ክነሱ፡ ኣብ ያታን ባህልን ሕብረተሰብና ክራቐቕ ትረኽቦ። ጸጺሒሱ ኣቐዲመ ዘይፈለጥኩዎ ሓዲሽ ነገር እረኽበሉ'ሞ ዕጅብ ይብለኒ። ሓደ መዓልቲ ኣብ ኣራቲቪ ዲቕ ዝበለ ናይ ገጠር ዕላልን ደርፍን ከቐርብ ተዓዚበዮ። ኣብ መርዓ ሳሚ ወዱ ምስ ወናምት ገጢሙ ከቦሮ ክድሰቕ ምስ ረኣኹዎ ግን ኪኖ ምድናቕ ከይደ። ኣብ ግራይ ምኳኑ ድማ ሽዑ ፋልሚጸይ ፈሊጠ። ብናይ ውልቀይ ምኽንያት ኳይላን ሳዕሰዒትን ዘቋረጽኩሉ እዋን`ዩ ዝነበረ። ከይተፈለጠኒ ተንሲአ ኣብ ከበሮኡ ኣኾዲደ ዓጃቢዮ። ሚእቲ ናቕፋ ኽጥቅዓሉ ካብ ጁባይ ምስ ኣውጻእኩዎ ግን፡ ኣቕሲኡኒ። "እዝስ ብኸሉ ነገር ክጸውተልና ኸኩበር!" እናበልኩ ኑታ ሚእቲ ናቕፋ ሒዘ ግዓም ብምውጻእ፡ ሓንቲ ኣቐዲማ ዘደንገጸትኒ ሽቓቕ ትሓጽብ ሰራሕተኛ ነይራ፡ ንዓኣ ጠቂዐ።

ከቦርኡ ምስ ወድኣ፡ "ወቓዕ ከቦሮ`ውን`ባ ኢኻ፡ ኣብ ግራይ" ኢለዮ።

"ክሳብ ሕጂ ኣይትፈልጥን?"

"መመለሲካ ሓዱሽ ነገር እናምጻእካ'ኮ ኣትኪኸካና።" ናይታ ሚእቲ ናቕፋ ምስ ነገርኩዎ ኣብርቲዑ ሰሓቐ። "ኣነ ኸኣ ክትሰዕስዕ ምስ ርኤኹኻ ተሓጒሰ። 'እንቋዕ ኣሰዓሰዕኩኻ፡ እንቋዕ ከኣ ኣብ መርዓ ወደይ ኮይ' ኽብለካ እናሓሰብኩ መጺእካኒ።" ብበሰምዒትና ተሓቛቚፍና።

ብዝዕባ ጽሑፋቱ ካልኦት ከም ዝዘርብሉ ስለ ዝግምት፡ ኣብዚ ዝብሎ የብለይን። ሓንቲ ነገር ጥራይ። "ካብ ረቛ ሕፍንቲ" ተሓቲማ ምስ ተመረቐት ሓደ ንግሆ ደዊሉለይ። ኣብ ሓዳስ ኤርትራ ብሰም ስነ ጽሑፋዊ ነቐፌታ፡ ትሕዝቶኡ ይኹን መንፈሱ ክቕበሎ ዘይከኣልኩ፡ ንተከኣን መጽሓፉን ኣትሪሩ ዝወቅስ ጽሑፍ ዝወጸሉ መዓልቲ እዩ ነይሩ። ተከአ ሓሪቑ ብኸመይ ክምልስ ከም ዝኽእል ምኽሪ ሓቲቱኒ።

"ኣይትመልሰ፡ ignore ግበሮም" ኢለዮ። "ቀዳማይ ነገር ናይ ብርዒ ስም ስለ ዝኾነ መን ክትብሎ ኢኻ? "ካብ ረቛ ሕፍንቲ" ኑቢት ሓወልትኻ እያ። ምስ ሞትካ ድሕረኻ ትተርፍ መስመይትካ እያ። ዝወሰደልካ የብልካን። ካልኣይ፡ እዚ ጽሑፍ ምስ'ቶም ነቐፍትኻን ናይ ብርዒ ስሞምን ጸባሕ ንግሆ`ውን ኣይክዝከርን እዩ። ስራሕካ ጥራይ ቀጽል፡ በዚን ክንድዝን ኣይትገናደብ" ኢለዮ።

"ሓቅኻ፡ ኣነ'ውን ናብ ከም'ኡ እንደየ ዛዚዩ፡ ግን ርእይቶኻ ኽፈልጥ ስለ ዝደለኹ እየ" ኢሉኒ ተፈላሊና።

ንተከአ በዩ ብግዜን ቦታን ክትሓጽሮ ዝከኣል ኣይኮነን ኢለ ነይረ። "ካብ ረቛ ሕፍንቲ"ን "ሶፍያ"ን ስለ ዝገደፈልና፡ ግዜን ቦታን ጥራይ ዘይኮነ፡ ሞት ብዓብኡ`ውን ኣይፈላለየናን።

ኣብዚ ንኽብሩ ዝተዳደ ዘሎ ጽንብል ብኣካል ክርከብ ብዘይ ምኽኣለይ ቅር ይብለኒ። ንወይዘሮ ማእዛ ምስ ኩሎም ደቃን (ገለኦም`ኳ ንዓይ'ውን ኣዕሩኽይ እዮም) ደቂ ደቃን ጽንዓትን ሓበንን እናተመነኹ፡ ሕውነታዊ ሰላምታይ ኣቕርብ።

*ኣለምሰገድ ተስፋይ*

*26 ሚያዝያ 2019*

ሳይንስን ተክኖሎጂን

# ተክኖሎጂ ሕትመት 3D
## ኣበሳሪ ትስፉው መጻኢ

ብሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)

ምስ ርእሱተማሕትን ዕበየት ፍልጠትን ፈጠራውነት ክምዕበል ባህርያዊዩ፡፡ ብናጽነት ትሰርሕ፡ ምስ ሰባት ትረዳዳእ፡ ፍልጠትካ ተዕቢ፡ ግድላት ንምፍታሕ ከኣ ሓሳባት ተእቱን ተወጽእን፡፡ ምስ ምብልሓት ምርጫታት ይዓቢ፡ ኣብርክቶ ኸኣ ይሰፍሕ፡፡ እዚ ብፍልጠት ምስ ዝሰነ ፈጠራዊ ስራሕ ፊታሕ ሽግር ሕብረተሰባት'ዩ ዝኸውን፡፡ ነዚ ዘሰሲ ኸኣ እቲ ንገስ ፈጠራ መንእሰይ እዩ፡፡

መንእሰይ፡ እቲ ዓብላሊ ዝበዝሐ ኣካል ሕብረተሰብ ምስ ምዃኑ፡ ምህዞ ክተባብዕ እንተኾይኑ፡ ነዚ ብሩህ መጻኢ ዘስተማቕር ዝዓለመ ክኸውን ይግባእ፡፡ ኣብ ፈጠራ ክትበጽሖ ትደሊ ዕላማ (goal) ይህልወካ፡፡ እዚ ግን ብብዙሕ ማሰናኸላት ስለዝሕለፍ ኣብ'ቲ መጀመርታ ሕቡእ እዩ ንዓኻ፡፡ ስለዚ ብዙሕ ትሓስቡ፡ ተወርደን ተደይብን፡ ኣብ መጠረሽታ ትዕወት፡፡ ዕንቅፋት (challenge) ዘይብሉ የለን፡፡ ሓደ ሰብ ንኻልእ ሰብ ዕንቅፋት ክኸውን ኣይኽእልን፡፡ ንዓወት ዝደሊ፡ ኑብሱ ኣናደዩ ክኑብር ዘጸግም ነገር የለን፡፡ ቅድሚ ዓወት ግን ብዙሓት ናይ ግድን ክስገሩ ዘለዎ ማሰናኸላት ኣለዉ፡፡ ነዚኣም ስጉብ ዘይብዕዖ ኸኣ ክትዕወት ዘይሕሰብ እዩ፡፡

ንርእዮ ዕንቅፋት ወይ ብደሆ 10% ጥራይ እዩ፡፡ ንዕኡ መፍትሒ ክንደሊ እቲ ነምጽኦ ካልእ ብደሆ ኸኣ 10% ጥራይ እዩ ክኸውን፡፡ እቲ ዕላማኻ ኣይወቅዕን 10% ይሰልጥ፡ 90% ይወድቕ፡፡ እቲ ዝበዝሐ ተባኽስን ስለዘለኻ ኸኣ ውድቀት እምበር ዓወት ኣየመዝገብካን፡፡ በዚ ኸኣ ተሰፋ ምቑራጽ ይምዕብል፡ ምኽንያቱ 10% ጥራይ ኢኻ ትሓስብ ዘለኻ፡፡ ሓደ ግዜ ተስፋ እንተቑሪጽካ ኸኣ፡ ክትበራበር ቀሊል ኣይኮነን፡ ብውሑድ ምሕሳብካ ስለዝቐጽል፡፡

ናይ ሰልቦና ክኢላታት ከምዝብርህዎ፡ ብንእሾቶ ዕላማን ጸቢብ ኣተሓሳስባን ዝብጽሑ ንግዚኡ ደኣ'ዩ እምበር፡ ውዳቒ እዩ፡፡ ብተመኩሮና እውን ከረጋግጾ ንኽእል ኢና፡፡ እንድሕሪ ባዕልኻ ፋሕተርተር ኢልካ ናብራኻ ከተማሓይሽ ትጽዕር ኴንካ፡ ካብ መዓልታት ሓንቲ መዓልቲ ትዕወት ኢኻ፡፡ ካብ ዘመድ፡ ሓውኻን ሓፍትኻን ክሕግዙኻ ወይ ዶላር ክምጥወልካ ትጸበ እንተኴንካ ግን ውዱቕ ኢኻ፡፡ ተመጽዋቲ ምዃን ኣይጥዕምን እዩ!! ንርእሰኻ ምኽኣል ስለ ዘይዳረኻ፡፡

ዘለናዮ ዘመን ሳይንስን ተክኖሎጂ ዝዕብለሉ'ዩ፡፡ ቡቦግዚኡ እናተለወጠ ዝመጽእ ዘሎ ዓለምለኻዊ ኩነታት ብምስዓብ፡ ነዚ ኣብ ቅድሜና ዝጸበየና ዘሎ ዲጂታልይዝድ ዓለም ንምጽምባሩ፡ ኣበርክቶ መንእሰይ ወሰዶ ይሕተት ኣሎ፡፡ ከምዚ ክበሃል ከሎ ብሃገር ደረጃ ጥራይ ዘይኮነ፡ ብኣህጉራውን ዓለማውን ደረጃ ዘለዉ ዲጂታል ምርልድ ንምጽንባር'ዩ፡፡ ኣብ ሃገርና ሽግርና ንምፍታሕ ኣብ ምርብራብ ክምንርከብ ብምእማን'ውን እዩ፡፡ ናይ ኩልና ምርብራብ ምስ እንዕዘብ፡ ዕበየቱ ናይ ኩሉ ተሳትፎ ድምር ወጽኢት ንምምጻእ፡ ናይ ኩሉ ዜጋ ምንቅቃሕ ይሓትት፡፡ ተክኖሎጂያዊ ፍርያት ናብ ሕብረተሰብ ብቐሊል ክበጽሕ ዝኽእል፡ ናይ መንግስቲ ኣካላትን ዩኒቨርሲቲታትን ናይ ሓብር ስራሕ ከም ዘድሊ'ውን ክዘንጋዕ የብሉን፡፡ ከምዚ ዓይነት ናይ ፈጠራ ስራሕ ክሰርሕ ከሎ፡ ኣብ ኩሉ ባዕልና ንኣኸሎ ኢና ከይበልና፡ ተመኩሮ ናይ ካልኦት ሃገራት፡ ብፍላይ ከምናትና ተመኩሮ ዘሕለፉ፡ ይጠቕመና እዩ ንበሎ ተክኖሎጂ ናብ ሃገርና ብምእታው፡ ኣመሓይሽና ምስ ኩነታትና ብዘሰማምዕ ኣብ ጠቕምና ክነውዕሎ ዝዕግዘና ነገር የለን፡፡ ኮርያውያን ሀ ኢሎም


3D ሓታሚት


3D ሕትመት እዝኒ


3D ኣብ ሕትመት እዚኒ ሰብ

ኣብ ፈጠራዊ ስራሓት ክጥጠፉ ከለዉ ዝተኸተልዎ ሜላ፡ ተክኖሎጂያዊ ፍርያት ካልኦት ሃገራት ቀዲሒ ኣብ ሃገሮም ከምዝፈሪ ምግባር እዩ። ቀዳምነት ዝሰብዎ ኸኣ ሕርሻዊ ምህርቶም ምዕባይ ስለዝበረ፡ ትራክተር ኣብ ሃገሮም ንምፍራይ፡ ካብ ጃፓን ብዘኸዘእዎ'ዮም ንዓዓ ትመስል ዘፍረዩ። ኢጋጥሚ ኮይኑ ግን እታ ዝሰርሕዋ ትራክተር ኣብ ክንዲ ንቕድሚት ንድሕሪት ትኸይድ ኮይና። ካብ ጌግኦም ተማሂሮም ከኣ ኑቲ ገልበጦም ዘኣተውዎ ጊር ብምቕያር ንቕድሚት ከምትኸይድ ገይሮም ሕርሻኦም ከምዝማዕበሉ ብብዙሓት ዝዘንቶ እዩ።

ፈጠራ ስራሕ ዕወት ክኸውን እንተኾይኑ፡ ፈታሒ ሽግር ሕብረተሰብ ክኸውን ኣለዎ። ደቂ ሰባት ኣብ ዓለም ካብዘለዉ ፍጥረት ዝለዓሉ ምኳኖም ይፍለጥ። ካብ ንዘኾነ ፍጡር ዝተዋህበ ክብረት ንላዕሊ ዝተዋህቦ ዝኸበረ ፍጥረት'ውን እዩ። እቲ ዘሕዝን ግን ኣብ ዓለምና ነዚ ዘለዎ ተውህቦ ዘይጥቀምሉ ኣዝዮ ብዙሓት እዮም። ስለዚ ነዚ ኣበራብርካ ኣብ ረቡሓ ሕብረተሰብ ከተውዕሎ እንተኾንካ፡ ብመጀመርታ ኑቲ ልዕሊ 80% ሕብረተሰብ ዓለምና ዝውክል መንእሰይ፡ ክበራብርን ተክኖሎጂ ክፃጥቕን ዘድሊ ነገራት ክዋደድ ኣለዎ።

ኣብዚ ሕጂ እዋን ብዙሓት ተሰፋ መጻኢ ዘበሰሩ ተክኖሎጂታት ይምዕብሉ ኣለዉ። ብዘተፈላለዩ ማሕበራዊ ሚድያታት ይጋዋሕ ከምዘሎ፡ 3D ሓተምቲ፡ IOT- ምርኻብ ኩሉ ነገር ምስ ኢንተርነት፡ ኣርቲፊሻል ኢንተሊጀንስ … ወዘተ፡ ካብቶም ኣቓልቦ ዓለምና ስሒቦም ዘለዉ'ዮም። ንሎሚ ብሕጽር ዝበለ ሌላ ምስ 3ዲ ሓታሚት፡ ኣብ ዝመጽእ ዓምድታት እዞም መጽሄት ከኣ ምስ ዝተረፉ ምልልላይ ክፍተን እዩ።።

## 3D ሕትመት

3ዲ ሕትመት (3D printing) ተክኖሎጂ ንዘተፈላለዩ ነገራት ምፍራይ ትጥቀምሉ፣ ብቐሊል ካብ ቦታ ናብ ቦታ ከተንቀሳቕሶ ዘኾሽግር፣ ብምቁጣብ ጸዓትን ሃለኽቲ



3ዲ ኣብ ምሕታም መድሃኒ ብዝተፈላለየ ዓቕን

ነገራትን ዝተማሳከረሉ፣ ቅልጡፍን ብዋጋ ምቁጣብ ዝልሉ፡ ሓደ ካብቶም ኣደንቅትን ዓብይትን ምህዞታት እዩ። ምስ ምስፍሕፋሕ ኣርቲፍሻል ኢንተልጀንስን ምጥቃም 3ዲ ሕትመትን፡ ሽግራት ተቐሪፉ፡ ዕድመ ደቂ ሰባት ብዋኒኢታዊት ክኸውን ተኽእሎ ኣሎ ዝብል ተሰፋ ካብ ዝተኣበረሎም ምህዞ እዩ።

ብሓፈሻ 3ዲ ተክኖሎጂ ካብቶም ብቐዳምነት ዝጥቀሱ፡ ኣበሰርቲ ትሰፋው መጻኢ እዩ። ኣብ ዝተፈላለዩ ዓውድታትን መጻናዕታዊ ትካላትን - ምርምራውን ኣፍረይትን ትካላት፡ ዲዛይነራትን ኢንጂነራትን ሳይንቲስትን፡ ብሓፈሻ ምህዞ 3ዲ ንኣፍረይቲ ትካላትን ፋብሪካትን ጥራይ ዘይኮነ፡ ነዚ ሕልኽላኽ ናብራ ደቂ ሰባት መሰረታዊ ፍታሕ ክሃብር፡ ዓለም ዕወት ስራሓቱ ከስፋሕፍ ብዝንቀውቓ ካብ ትጽበዮም መሳርሒታት እዩ።

ብቐንዱ ኣገልግሎት 3ዲ ሕትመት፡ ዝተፈላለዩ ነገራት ከም ሓጺን ፕርላስቲክን ዝኣመሰሉ ነገራት ተጠቒምካ ብብዓይነቱ ቅርጽታት ብምድላው፡ ቀጻላ ብቐጻላ ብ3 መኣዝን እንዳጎጣጠምካ፡ ዝተፈላለዩ ቅርጽታት ዘለዎ ፍርያት ምድላው እዩ። እዚ ምዕቡል ተክኖሎጂ ብምቁጣብ ጸዓትን ግዜን ሃላኺ ነገራትን ዝልለ ናይ ዘመና ፍርያት እዩ። እዚ ኣብ ሃገርና መዓልታዊ ንጥቀምሉ ዘለና ብየርጃ ምዕጻፍን ምቁራጽን፡ ዝተፈላለዩ ሞልድ ንምቕያርን ተጥፍኡ ግዜን ዝኸሓፍ ቁርጽራጽ ሓጺንን ዘስዕቦ ቁጠባዊ ቅልውላው ኣብ ግምት የእቲኻ የዕናዊ እዩ። ምስ እዚ ሓድሽ ተክኖሎጂ ንኽውዓደር እሞ ከኣ ኣይሕለንን። ብ3ዲ ብቐጥታ ካብ ዝተዓቀቀ

ሓጺን፡ ብሓንቲ መሳርሒት ንዝደሊ ቅርጺ ብውሕሉል ኣገባብ ኣብ ወሽጢ ደቓይቕ ኣዳሊኻ ምቕራብ ይከኣል።

3ዲ ሕትመት ብኽልተ ኣገባባት ክትግበር ይከኣል። Fused Deposition Modelling and Stereo lithography። ክልቲኦም ካብ ዝተዓቀቐ ነገራት ቅርጽታት እንዳሰራሕካ ኣብ ርእሲ ርእሲ ብምድርራብ ዝተደልየ ፍርያት ኣብ ምቕራብ ትጥቀመሉም ኣገባባት ኮይኖም፣ ፍልልዮም እቲ ቀዳማይ (FDM) ቅርጽታት ንምስራሕ ፕላስቲክ (semi-liquid plastic) ተጥቂምካ ዝፀደድ እዩ። እቲ ካልኣይ ከኣ ብርቱዕ ብርሃን (Ultra-Violet light source) ብምጥቃም ይሰላሰል። ቅልጡፍ ዕበየት እዚ ተክኖሎጂ ኣብ ዋጋ ምርግጋእ ዕዳጋታት፡ ምሕጻር ፍርያምነት ብዋጋ፡ ክበደት ናይ ዝፈሪ መሳርሒታት ናብ ዝተሓተ ብምውራድን ንምገፅዓዞም ዝቀለሉ ምስ ምኳኖምን፡ ብዘይዳ ከኣ ዝንሓፍ ጥር ትብል ሓጺን ስለዘይትህሉ ንቑጠባዊ ዕበየት ሃገራት ኣወንታዊ ኣበርክቶ'ዩ ዘለዎ።

ቻርለስ ው ቹክ ሁል ናይ መጀመርታ ሮቦቲክ 3ዲ ሓታሚት ብ1984 ሚሂዞ። እዚ ምዕቡል ተክኖሎጂ ንኣፍረይቲ ትካላትን ፋብሪካትን ኣብ ምዝማን ርእይ ለውጢ ኣመዝጊቡ፣ ግን ስጋብ 2009 ዓ.ም. ብስፉሓት ክዘወተር ኣይከኣለን።

3ዲ ሕትመት ተክኖሎጂ ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ ተኣምራታዊ ለውጢ'ዩ ዘመዝግብ ዘሎ። ናይ ቀረባ ዝወጹ ሓበሬታታት ከምዝጠቕስዎ፡ ኣብ ብርኪ ዝርከብ ቆርጠምጠማ ምስ ዝሀሱ፡ ኣፍንጫን እዝንን ካብ ስራሕ ወጻኢ ምስ ዝኾኑ፡

ብ3ዲ ኣሕተምቲ ብቀሊል ምድላዋ ከምዝከኣል እዩ። ዝ. ቅርጺ. ዋህዮታት ደቂ ሰባት ካርቲልጅ ዘማዕበሉ ብምውሳኽ ብ16 መጋቢት 2016 ዓ.ም. ብዮጉበሪ ተፈቲት ኣብ ስራሕ ምውዓሉ ብዘተፈላለዩ ማሕበራዊ ሚድያታት ይቃላሕ ኣሎ።

ከምኡ'ውን ኣብ 2015 ዓ.ም. ዝ. ቅልጡፍ ምዕባለ ዘተግዘበ ምክትል ማናጀር ናሳ (NASA's Marshall Space Flight Centre) ዶክተር ሪዩሞንድ፡ እዚ. ምዕቡል መሳርሒ፡ ኣብ ዝግበር ናይ ህዋ ምርምር ዝህልዎ ተኽእሎታት እተጸንዐ ፍልይቲ ልእኽቲ ብምምዛዙ፡ ናይ መጀመርታ ብዮጉበሪ 3ዲ ሕትመት ኣብ'ዚ. ዓውዲ ከገልግል በረኸት ዝኸፈተ በዓል ስልጣን እዩ።

ካብ 13 ሓምለ 2016 ዓ.ም. ጀሚሩ እውን ኤየር ባስ ን3ዲ፡ ኣብ ዘፍርየወን ነፈርቲ ዝግልገሉ ዝተፈላለየ ንብረት ኣብ ምፍራይን ንበቆዓት ፍርያቶም ኣብ ምፍታሽን ይግልገሉ ከምዝለው፡ ካብ ዝጥቀሱ ቀንዲ ተጠቀምቲ ናይዚ. ተክኖሎጂ እዮም።

ኣብዚ. ጽሑፍ ቁንጣሮ ካብ ኣገዳሰኑት 3ዲ ክጠቅስ ፈቲነ'ምበር፡ እዚ. ተክኖሎጂ'ዚ. ዘይሳተፎ ስራሓትን ዓውድን ኣሎ ክትብል ኣጸጋሚ እዩ። ካብኡዮም ትሰፋው መጻኢ. ደቂሰባት ይኸውን ከምዝሎ እውን ደሮ ብውጺኢት ስርሑ ተጋሂዱ ኣሎ። ብሓፈሻ ግን እዚ. ዘመነ ምህዞ ሓደ ካብኡዮም ንዓለም ብዘደንቅ ተክኖሎጂ ብምምእዛዙ ነቲ ኣብ ዝተፈላለየ ምህዞታት በብኮርናዑ ዝቆርብ ዝበረ. ስራሓት ኣብ ሓደ ብምጥናፍ፡ ኣብ ናብራን ቁጠባን ሕብረተሰብት ርእዩ ለውጢ. ከመዝዮጉበ ልዑል ተሰፋ ዝተነበረሉ፡ ሓደ ካብ ናይ ዘመንና ዝጥቀሱ ዝደነቅ ምህዞታት እዩ። ብፍላይ ኣብ ዓውዲ ሕክምና፡ ህዋን ምርምሩን ብዘመዝዮሮ ዘሎ ፍርያት፡ ኣብ ዝተደልየ ግዜን ኣብ ዝተመርጸ ቦታን ርኡይ ኣበርክቶ ዝጉበር ዘሎ ትሰፍው ፈጠራዊ ፍርያት ናይ ዘመንና ምኳኑ ብብዙሓት ትካላት ዝምስከረሉ'ዩ። ኣብ ኢንዱስትሪ እሞ ኸኣ ዘዕጉበ ምዕባለ ብምምዝጋቡ መሰረታዊ ለውጢ. ዘምጽእ ዘሎ ፈጠራ ምስ ምኳኑ ህቡብነቱ ካብ



ሕታም ፕላን ንእሽተይ ከተማ ብ3 ሕትመት

እዋን ንእዋን ይዓቢ. ኣሎ።

3ዲ ነቲ ቅድሚ ሕጂ ክንጥቀመሉ ዝጸናሕና ብቐለም ተጠቒምካ ዝካየድ ሕትመት ዘመንና፡ ብኮምፒተር ፕሮግራም ዝኣዘዘ ንምሕታም ጥራይ ዘይኮነ፡ ናብ ህንጻት ዘዞኮር ዓበይቲ ፕሮጀክታት ተተግቢረሉ፡ ካብኡዮም ዓበይቲ ምህዞታት ፈታሒ. ሸግርዩ ብዘስምዑ ኣብ ሃገራዊ ፌስቲቫል ኤርትራ 2018 ብቐርጠው ዝበሉ ንእዋኑ ፕላስቲክ ብምምሳኽ ዝተፈላለየ ቅርጽታትን ጽሑፋትን ምሕታም ትኽእል 3ዲ ሓታሚት ንምርኢት ቀሪባ ነይራ፡፡ እዛ ዝዮቦእ ወፍሪ ጊርካ ከተማዕብላ ትኽእል ሓታሚት፡ በዞም ኣብዚ. ዓመት'ዚ. ዝምረቑ፡ ኣቤል ጉብረያሰሱ፡ ሰሎሞን ሃብተዝጊ፡ ሱባሕ ኣሕመድ፡ ብንያም ነጋሲ፡ ሮቤል ጸጋይን ሳሉሓዲን ኢብራሂምን ዝተባህሉ ተመሃሮ ኮሌጅ ሳይንስ ተክኖሎጂ ማይ-ነፍሒ፡ ኣብ መዛዘሚ ፕሮጀክቶም ዘቕረብዋ ኮይና፡ ኣብ 8ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ሳዋ ንውድድር ቀሪባ፡ ኣብ ቀጽሪ ኤክስፖ እውን ብምኽንያት ፌስቲቫል 2018 እንደገና ዝቐረበት ኢያ።

ሓደ ካብዞም ኣዳለውቲ ናይ'ዛ ፕሮጀክት መንእሰይ ሙብርሂ ከምዝበሎ፡ "3ዲ ሓታሚት፡ ኣብ '80ታት ኣብ ኣመሪካ ካብ ዝተጉበሩ ዓበይቲ ፈጠራታት ሓንቲ ኢያ። ሕጂ ኣገልግሎትን ተደላይነትን እዛ መሳርሒት ዝላዓለ ጥርዚ. በጺሑ ኣሎ። ዳርጋ ፕሮግራማት ብኮምፒተር ብምድላው ዝተፈላለየ ነገራት ከተፍሪ ከምትኽእል፡ ካብ ደስቲ ኩሰኩሰቲ ናይ ገዛ ጀሚርካ፡ ምስራሕ ዓበይቲ ህንጻታትን ነፈርትን ኣበርክቶኣ ደርአ ከምዝሎ" ይገልጽ። ኣስዒቡ እውን "እዛ መሳርሒት፡ ብኸምዚ. ናትና ብዝዛ ደረጃ ክንጥምቶ እንተኾይና፡ ብዘብዮሎ ናይ ገለ መካዘኒ፡ ብኮብ ኣብ ሃገርካ ዝርከብ መሳርሒታት ኣጋጣጠምካን ናትካ ምስናዕ ወሲኽካ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ካብ ዝፈረያ እዚኣ ናትና 3ይቲ ኢያ። ብመሰረቱ እዛ መሳርሒት ምጥን ዝበሉት፡ ንገለ ክፋል 3ዲ ሓተምቲ ኣብዚ. ሕጂ እዋን ዘበርክትኦ ዘለዋ ነገራት ብምፍራይ፡ ኣብ ዕዳጋታት ሃገርና ዝኸሰት ዘሎ ክብሪ ዋጋታት ሃለኽቲ ነገራት ንምጉዳል፡ ገለ ኣበርክቶ ምግባር እዩ" ክብል ተወሳኺ. ሙብርሂ ለጊሱልና። መዓስ ኢና ኣዛ መሳርሒት ኣብ ዕዳጋ ንጸቢያ? ተባሂሉ ኣብ ዝተሓተተሉ እውን፡ "ዋጋኣ ከይተጋዘ ሰጉብ ፍርቂ ሚልዮን ናቕፋ ወጻኢ. ብምግባር፡ ኣብ ኩሉ ቦታታት ሃገርና ከምትገልግል ክንገብራ ኢዩ ትምኒትና። እዚ. ግን ህያው ዝኸውን ናይ መንግስትን ህዝብን ምትብባዕ ምስ ዝርከብ ምኳኑ፡ እንተዘየሎ ዕሜ ናይቶም ዝሓለፉ ምህዞታት ኣብ ኤክስፖ ንምርኢት ቀሪቡ ዝበቕዑ ከበጽሓ'ዩ" ክብል መግለጺኡ ዛዚሙ።

እዛ እዋናዊት 3ዲ ሕትመት ንዘመደብዮ ፕሮጀክት እትግልገሉላ ብሚልዮን ዝትመን ዋጋኣ፡ ኣብ ሃገርና ከእቲ ከይተሃንጠና፡ ዘለዉና መንእሰያት ፈጠርቲ ብምትብባዕ፡ ኣብ ዝሓጸረ እዋን ኣብ ስራሕ ከምትውዕል እንተገርና፡ ፈጠራውነት መንእሰያትና ይተባባዕ፡ ማዕረ ማዕረኡ ኸኣ እዞም ኣብ ኮሌጃት ዝቐርቡ ዘለዉ. ፈጠራዊ ፕሮጀክትታት፡ ኣብ ሸልፍ ተደርዲሮም ከይተርፉ ሞራል ተሰንቒ። ንምርኢት ፌስቲቫል ከይተጸበኻ፡ ብፍሉይ

ምርኢት “ምትብባዕ ምህዞን ፈጠራን” ብዘስምዕ ኣርእስቲ፣ ብመጸናንዕታዊ ጽሑፋት ዝተሰነየ ዝሰፍሐ ምርኢታት እንተዝቐርብ፣ ናይ ሓሳባት ምልዋጥ ንምፍጣር እውን ኣህጉራውያን ተሳተፍቲ ብፍላይ ካብ ከባቢ ብምዕዳም እንተተሳቲፈሞ፣ ንዘቕርብ ሓድሽ ምህዞታት ኣፍደገ መርሓው። ምስ'ዚ ንኽትዕ ዝቐርቡ ጽሑፋትን ሰሚናራታትን ከም'ኡ'ውን ሰብ ሞያ ምህራት ሓሳብ ንሓሳብ ዝለዋወጥሉ፣ ኣብ ዝተፈላለየ ኣርእስታት ዘተኩረ፣ ዞትንዑ መድረኻት ክውደብ ይከኣል። ናይ ሰብ ፈጠራ ሓሳብ ንሓሳብ ምድግጋፍ ከኣ ይተባባዕ።

ምስ እዚ ኹሉ ኤርትራውያን ሰራሕተኛታት ኢና፣ ናተይ ናትካ ዘይብሉ ናይ ሓባር መኣዲና ኢልና ከም እንዝምኩሓሉ፣ ኣብ ሳይንስን ተክኖሎጅን እውን ኣይንሰንፍ ኢና ብምባል፣ ውጹኢት ናይ ሓባር ስራሕና ነወሃህደሉን ነመርቕሉን ግዜ ይኸውን። እንሰርሖ ስርሓት ሎሚ ኣፍርዩ ንጽባሕ ስለዝጠቕመና፣ ካብና ሓሊፉ ንመጻኢ ከንነፈና ዝኽእል ብደሆታት እንስዕረሉ፣ ብፍላይ ንመንእሰያትን ቆልዑን ባህታ ዝፈጥር፣ ብዝያዳ ኹሉ ዓቕሞም ዝፍትሽሉ፣ ክሰርሑሉ ዝኽእሉ ተስፋ ዝሀብ ሃዋህው ንምፍጣር ባይታ የጣጥሕ። እዚ ኹሉ ህሉው ኩነታት ዓለምና ኣብ ዲጂታል ዓለም ብምንባሩ፣ ኤርትራ ኣብዚ ዓውዲ'ዚ ሰማ ንኽትጽዋዕ ናይ ኩሉ መንእሰይ ሓላፍነት ምዃኑ ብምእማን'ዩ።

ምህዞ ዕድመን ጾታን ዘይፈሊ በረኸት ስለዝኾነ፣ እዚ ኣብ ፌስቲቫላት ሃገርና ብቐዋሚ ዝቐርብ ብህጻናትን ተመሃሮን ዝቐርብ ዘሎ ኣደናቒ ፈጠራዊ ስራሓት እውን፣ ንብዙሕ ሸግራት ሕብረተሰብና ክፈትሕ ስለዝኽእል፣ ኪኖ ምርኢት ፍርያቱ ንዕዳጋ ክቐርበሉ ዝኽእል ባይታ ምጥጣሕ እንተዝኸውን፣ ንመሃዚ መበረኽቲ ሃገርና ካብ ናይ ወጻኢ ባጤራ ዕድጊ ምድሓኑ። ከምቲ ለባማት ኣቦታትን ዝምስልዎ “ቆልዓ ኢልካ ኣይትንዓቕ” ስለዝኾነ፣ ዝያዳ ናይ ጽባሕ ፍረ ህጻናትና ዝዋኸእ ኣደኣዓ ሂብና እንተ ኣተባቢዕናዮም፣ ክርክብ ዝኽእል ረብሓ ሃገር ብቐሊል ዘይግመት ምዃኑ፣ ኣብ'ዚ ቀረባ መዓልታት፣ “ምስ ሽግር ምብልሓት ይምዕበል” ብዝብል ኣርእስቲ፣ ብትሕቲ ዕድመ ቆልዓ ዝቐረበት ፈጠራዊ ስራሕ ምውካስ ይከኣል።





ሉ ጁን ወዲ 11 ዓመት ቻይናዊ፣ ኣብ ናኒግ ትብሃል ከተማ'ዩ ዝቕመጥ። ኣብ ዝመሃረሉ ቤት ትምህርቲ ኣብ ፈጠራ ሳይንስን ተክኖሎጅን ተሸላሚ ክኸውን በቒዑ። ኣብዚ ዘገርም ብዝዩኣ ትሕቲ ዕድመ ቆልዓ ምዃኑ፣ ናይ'ቲ ዘበርክቶ ምህዞ መበገሲ ሓሳቡ “ኣዴኡ ክዓን ኣብ ትሓጸበሉ ዝተሰጥሐ ክዳውንቲ ክሕሉ ትእዘዞ ምንባራ'ዩ”። ሉ ምስ መዘንኡ ኣብቲ ከባቢ እናተጻወተ ኣብ ዝሕልወሉ እዋን፣ ዝተዋህቦ ናይ ዝተሰጥሐ ክዳውንቲ ሓላፍነት ደርስዩ። እቲ ክዳን ሃንደበት ብዝዘነበ ዝናብ ይጥልቁ፣ ሉ፣ ኣብ ክንዲ ንወላዲቱ ይቕሬታ ምሕታት፣ ክዳን ብኸመይ ኣብ ሓጺር ግዜ ክቕጽ ይኽእል መጸናዕቱ ይፍልጦ። ብቐጻሊ ብዘገበሮ ጻዕሪ ኣብ መጠረሽታ ዕወት ይኸውን። ዝተሓጸቡ ክዳውንቲ ናይ ጸሓይ ብርሃን ክይረኽቡ፣ ኣብ ዝሓጸረ ግዜ ክድርቕ ዝኽእል ኣውቶማቲክ መሳርሒት ከኣ መሃዘ።



ኩሊት ፍርያት 3ዲ ሕትመት

እዛ ምህዞ መድረኽት ክዳውንቲ ብስድራቤቱን ጎረባብቱን ዝበዙሓ ደቓንስትዮን ዝለዓለ ተቐባልነት ብምርካቡ፣ ንምስራሓ ብሓሳብ ይድግፍዎ ምንባሮም ኣብ ዓውደ ዝበር ተራ ይገልጽ። ስርሑ እውን ዕወት ብምንባሩ ዝምሃረሉ ቤት ትምህርቲ ብምውካል ንውድድር ኣቕሪብዎ። ኣብ 34 ናይ ጉዋንገዋን ክፍሊ ሃገር ምምሕዳራት ዝተገብረ ናይ ፈጠራ ስራሕ ውድድር ብምዕዋቱ ኹሉ ተሸላሚ ክኸውን በቒዑ። እዚ ዕድመ ዘይጸገበ ህጻን መዓልታዊ ንወላዲቱ ካልኦት ደቓንስትዮን ዘጋንፎን ብደሆ ንምፍታሕ ተበጊሱ እዚ ክገብር ካብ ከኣለ፣ ፈጠራ ናይ ዕድመ ገደብ ስለዘይብሉ፣ ነፍሲ ወከፍና ሽግር ሕብረተሰብና ንምፍታሕ ሰጉብ ክንደይ ኣበርክቶ ንገብር ኣሎና ምስ ነብስና ክንዛረብ ይዕድመና።

ስለዚ ተክኖሎጂያዊ ፈጠራ ንመንእሰያትን ቆልዑን ሰብ ፍሉይ ተውህቦን ንምትብባዕ ናይ ሓሳብ ዘለዎም ሓደስቲ ወለዶ ፕሮጀክቶም ከምዝቐርቡ ምግባር ናይ ኩሉ ዜጋ ሓላፍነት እዩ። ንብሉጻት ከኣ መተባብዒ ምልጋስ ግዴታ ዘይሰገር ክድረኣሉ ዘለዎ'ዩ። ብመጀመርታ ተክኖሎጂ እቲ ቀጻሊ ከኣ ሓሳባት እዩ። ሕጂ ኣትዩ ዘሎ ተክኖሎጂ እዩ። ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ ንምምጻእ ግን ገና ብዙሕ ክቐየር ዘለዎ ነገራት ኣሎ። ኣብ'ዚ ዝጥፋ ትካላት ኣቓዲመን ክእምናን ኣብ ደቂ ሰባት ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ ክመጻእን እኛመን ከዕዘዘ መተሓሳሰቢ ዘድልዮ ግዴታ እዩ።

3ዲ ሕትመት ሓደ ካብ'ቶም ትሰፋው መጻኢ ዘበስሩ ዘለው ናይ ዘመንና ተክኖሎጂ ከም ምዃኑ መጠን ብግቡእ ክንጥቀመሉ ቅድመ ምድላዋት ምግባር ከይዘንጋዕና፣ ኑቶም ካልኦት ብርሃን ተስፋ ተክኖሎጂታት እውን ምክትታልና ነዕዝዝ።

# ሓጸርቲ ዜናታት ተክኖሎጂ

ሱራፌል ተስፋብሩኽ



## ካብ ጸሓይ ድምጺ ተሰሚዑ – ሓድሽ ርኽበት

ናይ ጸሓይ ድምጺ ንፈለማ ግዜ ተመራመርቲ ክቐርጽዎ ክኢሎም ኣለዉ። ጸሓይን ከዋኽብቲንከ ደኣ ከመይ ዝበለ ድምጺ ከም ዝፍኑዋ ምሕሳቡ ዘገርም እዩ። ሓደስቲ ሓሳባትን ርኽበታትን ኣብ ፈለማ እግሮም ምእማኖም ኣጸገምቲ እዮም። ተመራመርቲ ንምንቅስቓስ ናይ ጸሓይ ጠፈር ብምምዝጋቡ ኑቲ ኣብ መሬት ዝርከብ ናይ ንፋስ ፋጻ ዝመሳሰል ምኻኑ ይገልጹ።

ኣብ ጸሓይ ዝርከብ ሕውስዋስ ውዑይ ጋዝት ፕላዝማ ይብሃል። ኣብ ከባቢ 5505 ደረጃ ሰልሲየስ ዝርከቡ ጋዝት ምኻኖም'ዩ። ልክዕ ከም ኣብ መሬት ዝርከብ ንፋሱ ኣብዚ ገጽት ጸሓይ ብዘሎ ዘይንቡር ዓይነት ዝፈላለ ምንብድባዳት ኣሎ። እዚ ምንብድባድ ኣብ ትሑት ኩይኑ ኣኮስቲክ ማዕበላት ይፈጥር። እዚ ብትሑት ምንብድባድ ዝፍጠር ኣኮስቲክ ማዕበል፡ ሰሩዕ ምኽትታል ናይ ፎኩስቲን ተረርቲን ድምጺታት ዘለዎ ኾይኑ፡ ልክዕ ከም እተወሃሃደ መዚቃ እዩ። እዞም ተመራመርቲ ኣብ ገጽት ጸሓይ ዝረኸቡዎ ምንብድባድ፡ ሰሩዕ መዚቃዊ ባህሪ ከም ዘለዎ፡ ብበርክት ዝበሉ ናይ መዚቃ ክኢላታት ኣብ መጽናዕቶም ብምስታፍ'ዮም ዘረጋገጹዎ። ካብ እዚ ሰብ ክሰምዖ ካብ ዝኽእል ኣመና ዝዓመቘ ናይ በይዚ ኖታታት ዘለዎ እዩ። ሰብ ብእዝኑ ክሰምዖ ዝኽእል ድምጺ፡ ካብ 20 ሀርትዝ ይጅምር። ናይዚ ካብ ጸሓይ እተረኸበ ምንብድባድ ግን 0.003 ሀርትዝ እዩ። ነዚ ሶኒክ ድምጺ ንምዕባዩ ምስ ኪላታት መዚቃ ብምኻኑ ነዚ ዓሞቑቲ ምንብድባዳት ዘቐልጥፍ ሶፍትዌር ምሂዞም።

"ንገለ ዕቑዳት ኑቲ ሓበሬት ነጸንዮ ኔርና ኢና፣ ብእዝንና ክንሰምዖ ግን ንፈለማይና'ዩ" ይብል ኣፈኛ ናይቶም ተመራመርቲ። "እዚ ድምጺ ብድምር ብሓደ ግዜ እንተ ሰሚዕካዮ ረባሺ'ዩ። ኣቐዲሙ ኣብ እተሰርዐ ምንብድባድ ምስ ተቓኘ ግን ክትሰምዖ ባህ ዘብል እዩ" ብምባል ይውስኽ። እዚ ርኽበት እዚ ኣብ ከበዋኽብቲ ዝርከብ ውሽጣዊ ጸቕጢን ቅጺን ንኽንምርምሩ ክርዳእ ዝሕግዞም እዞም ተመራመርቲ ይገልጹ።

/ደይሊ መይል/

## "በብግዜኡ ዝምስረቱ ፍቕራዊ ዝምድና ፡ ምስ ተመሳሳሊ ባህሪ ዘሎዎም መጻምዲ ይግበር" – ተመራማርቲ



"ኮኾብይ ረኺበ" ኢልና ኣብ ፍቕሪ ፈረቓና ዝኾነ ከም ዝረኸብና ንገልጽ ኢና። ክልተ ተፋቐርቲ "ናተይ ታይፕ" እናበሉ ዘዘውትሩዎ ልክዕ ከም ዝረኸቡ ይነግሩ። እዚ ሓደ ሰብ ናቱ "ታይፕ" ከም ዝደሉ ብመጽናዕቲ እተረጋገጸ እዩ። እዚ ከም ንቡር ክወሰድ ይከኣል ይኸውን፣ ፍቑራት ቡበምኽንያቶም ድሕሪ ምፍልላዮም ዝፈጥሩዋ ካልእ ዝምድና፡ ብዝበዝሐ ሸነኹ ምስቲ ዝቐደመ ኣፍቃሪ/ት ዝመሳሰል ከም ዝመርጹ ዘረጋግጸ ሓድሽ መጽናዕቲ ንሕትመት በቒዑ ኣሎ።

ብቐረባ እንክታተሎም'ሞ ባህሮም ዘይቅይሩ ሰብ፡ ምስ ከመይ ዝበለ መጻምዲ ክቐንዮም ከም ዝኽእል ክንግምት ይከኣል እዩ። ክልተ ሰብ ምስ ተፋቐሩ (ምስ ተዓራረኹ)፡ ድሕሪ ግዜ ክፈላለዩ ይኽእሉ። ድሕሪ ምፍልላዮም፡ እቲ ዝሓለፈ ፍቕራዊ ተመክሮኦም ብዙሕ ፍልጠት ከም ዝሃቦምን ድሕሮም ንዘፈጥሩዎ ዝምድና ኾኣ ብዕምቈቱ ግንዛበ ከም ዝርድኡዎን ኩይኑ ይስምዖም።

"እንተኾይኑ" ይብል ዋና መጽናዕቲ፡ "እቲ ድሕሪኦም ዝመርጹዎ መጻምዲ፡ ምስቲ ዝቐደመ መጻምዲ ዘመሳሰል ብዙሕ'ዩ ዝጸንሖ።" እዚ መጽናዕቲ ካብ 2008 ጀሚሩ ኣብ ጀርመን፡ ብዩኒቨርሲቲ ቶሮንቶ ናይ ካናዳ እተኻየደ እዩ። ሓደ ሰብ ናብ ሓድሽ ዝምድና ምስ ኣተወ፡ እቲ ኣብ ዝቐደመ ዝምድና ዝነበረ ባህሩ ክንጸባረቕ ይጅምር። ብ2017 ን332 ሰብ ኣብ እተጉበረ ናይ ሰብኣዊ መንነት መጽናዕቲ፡ ነዚ ዘረጋግጽ ኩይኑ ከም እተረኸበ እዞም ተመራመርቲ ይገልጹ። እዚ ኣብ ሰብኣዊ መንነት ዝዀበር መጽናዕቲ፡ ንመጻኢ ምስ ከመይ ዝበለ ሰብ ክትቋረን ከም እትኽእልን እንታይ ዓይነት ባህሪ ሒዝካ ከም እትጓዓዝን ክእምት ይኽእል።

/ኣብ ጆርናል PNAS እተሓትመ/

# ፕላኔት 9 ድሕሪ ዓሰርተው ሓሙሽተ ዓመትከ ትግሃድዶ ትኸውን?

ፕላኔት ትሽዓተ ድሕሪ ፕሉቶ፡ ኣብ ማዕሙቕ ስርዓተ ጸሓይ ክትህሉ ትኽእል እያ ዝብል ግምት ናብ ተኣማኒ ደረጃ በጺሑ። ተመራመርቲ ስነጠፈራ፡ ነዚ ንጸሓይ ኣዝያ ርሒቓ እትዞር ዘላ ፕላኔት ኣብ ውሽጢ ዓሰርተ ሓሙሽተ ዓመታት ክትርከብ ከም እትኽእል ገሊጾም። ንምኽንያት ትሽዓተ ዝምልከት ክልተ መጽናዕቲታት ደርዮ ተሓቲሙ ኣሎ።

እቲ ቀዳማይ መጽናዕቲ፡ ፕላኔት 9 ካብ መሬት ብ400 ኣሃዱ ኣስትሮኖሚያዊ መዕቀኒ (AU) ርሒቓ ከም እትርከብ ኣሰፊሩ ኣሎ። ሓደ ናይ ኣሃዱ ኣስትሮኖሚያዊ መዕቀኒ (AU)፡ ምስ ኣብ መንጎ መሬትን ጸሓይን ዘሎ ርሕቀት ማዕረ እዩ። እዚ ማለት እዛ ፕላኔት ኣስታት 55.5 ቢልዮን ኪሎሜትሮ ካብ መሬት ርሒቓ ኣላ ማለት'ዩ። ካብ ፕላኔትና'ውን ዓሰርተ ዕጽፊ ሚዛን ከም ዘለዋ ይገልጽ። ተመራመርቲ ህላወ ናይዛ ፕላኔት ዝፈለጡ ብመንገዲ ስበት ዝርኣዩዋን ዝዋሳእሱዋን ኣይኮነን። እንታይ እቲ ናታ ስሕበት ኣብ ካልኦት ግዙፋት ጽልዋ ክገብር ስለ ዝረኸቡ'ዮም። እቲ ኣብ መጽናዕቶም ጽልዋ ዝገብር ዝበሃል ስሕበት ፕላኔት ትሽዓተ ንተመራመርቲ ናብዚ ኣቐዲምና ዝጠቐስናዮ መጽናዕቲ መሪሑ። ብ2016 ተመራመርቲ ዶ/ር ማይክ ብራውንን ዶ/ር ኮንስታንቲን ባቲጊንን ንህላወ ፕላኔት ትሽዓተ ዝእምት መጽናዕቲ ኣቕሪቦም ነይሮም እዮም። ንሶም ኣብቶም ኣብ ርሑቕ ክፋል ጸሓያዊ ስርዓት ናይ ዝርከቡ ግዙፋት መዖድያ ከዘዝታን ኣለለዩ፣ እዚ ኸኣ ብስሕበት ካልእ ዘይተፈልጠት ዓርሞሸሽ ፕላኔት ክፍጠር ከም ዝኽእል ግምት ፈጠረ። ድሕሪ እዚ ግምት ብሰፊሑ ተቐባልነት ረኺቡ ኣሎ።

"ዋላ'ኳ እዚ ትንተና ንቐጥታ 'ፕላኔት ትሽዓተ' ኣላ ኣይብል፣ እቲ ጥንሱሓሳብ ግን ኣብ ከውሒ እተሰረተ'ዩ" ይብል ዶ/ር ብራውን።



ካልእ ኣብዚ መጽናዕቲ እተሳተፈ ፍረድ ኣዳምስ ከኣ፡ "ምስ'ዚ ተገሊጹ ዘሎ እማመ ወይ መጽናዕቲ፡ ፕላኔት ትሽዓተ ንኽትርከብ ኣብ ጫፍ'ዩ ተበጺሑ ዘሎ። እንተኾነ ኸኣ እዛ ፕላኔት ኣብ ዝደበነ ኣመና ገፊሕ ኣድማ'ያ ዘላ። ኣቲ ልክዕ ዘሎቶ ኣንፈት ክሳዕ ዘይፈለጥና፡ ንበምልኡ ህዋ ክንድህስሶ የድሊ። እንተውሓደ ንዝጠዘለ ክፋል እንተ ተሸፊኑ ድሓን ኣንፈት ክርከብ ይከኣል" ብምባል ንኽብደት ምስጠር ፕላኔት ትሽዓተ ይገልጽ። ብትጸቢት እዚም ተመራመርቲ፡ ፕላኔት ትሽዓተ ክሳብ 2030 ክትርከብ፣ እንተዘይተረኽበት ድማ ዝሓሸን ዝበለጸን ተጨባጢ ሓበሬታ ናይቲ ምስጢራዊ ስሕበት ክፍለጡ እዮም።

ኣብቲ ንፊዝክሳዊ ሸነኽ ዝሓዘ ካልኣይ መጽናዕቲ፡ ዶ/ር ኮንስታንቲን ባቲጊን፡ "እዚ ኣብ ስርዓተ ጸሓይ ዝተኸወለ ወይ ዝተሓብኣ ሓበሬታ ናይ ፕላኔት'ዩ። ኣቐዲሞ ብዙሓት ንጸሓይ ዝመስሉ ከዋኽብቲ ኣብ ዘርያኦን ዝዞራ ፕላኔታት ተዳህሲሰን እየን። ፕላኔት 9 ግን እታ ናብ ዝዓበየ ኣፍደገ ባህርያት ተመሳሰልቲ ፕላኔታት ናይ ጋላክሲ እተእትወና ዝቐረበት ጨራ'ያ" ክብል ይገልጽ። ፕላኔት ትሽዓተ ንበዝሕ ኣንፈት እቲ መጽናዕቲ ናብ ልክዕነት ዝቐረበ ምኽንያት ዝገልጹ እዚም ተመራመርቲ፡ ፕላኔት ትሽዓተ ህያው ምኻና ዘእምን ብዙሕ ጭብጠታት ምህላው ይገልጹ። ዕድመ ይሃበና።

/ደይሊ መይል/

# "ዕርክነት ሰብን ከልቢን ጥንታዊ'ዩ"

## - መጽናዕታዊ ርኽበት

ኣብ ስዕሊ ልዕሊ ክልተ ደርዘን ዝኾኑ ዓሰከሬን ማዕረ-ማዕረ ዋናታቶም ተቐቢሮም ተረኺቦም። እዚ ዘገርም ኣይኮነን። ግዳ እዚ እተረኽበ ዓሰከሬን ናይ ቅድሚ 4000 ዓመታት ምኻኑ እንተ ነገርናኩምከ? እዚም ኣብ ክቡብ ዝበለ ጥንታዊ መቓብር እተረኽቡ ኣሰከሬን ኣኻሊብ፡ ካብ ደቂ ሓደ ወርሒ ክሳዕ ደቂ ሸዱሽተ ዓመት ይርከቡዎም። ተመራመርቲ ስነጥንቲ ኣብ ዘመነ እምኒ ናይ ዝነበሩ ዝነበሩ ሕብረተሰባት ንምፍላጥ ዳህሳስ ካብ ምክያድ ኣየዕረፉን። ከልቢ እሙን ዓርኪ ሰብ ክኾውን ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ ከም ዝጀመረ ዘእንፍት ዳህሳስ ምኻኑ፡ እዚም ካብ ዩኒቨርሲቲ ባርሴሎና ዝኾኑ መጽናዕቲ ዘካየዱ ፈላጣት ይገልጹ። እዚም ኣብ ጉድጓ ሰብ ተቐቢሮም ኣብ ስዕሊ ዝተረኽቡ ኣኻሊብ፡ ብቐርጾም ምስዚም ናይ ሎሚ ኣኻሊብ ተመሳሰልነት ኣለዎም። ኣመጋግባኦም'ውን ምስቶም ምስኦም እተረኽቡ ሰብ ተመሳሳሊ መግቢ ይምገቡ ምንባሮም እቲ መጽናዕቲ ይገልጽ። ኣኻሊብ ምቕባር ኣብ ዘመን ኑሓስ ክሳዕ መወዳእታ



ዘመን ኣስራዚ ፍሉጥ ምንባሩ ዝገልጽ መጽናዕቲታት ከም ዘሎ ዝገለጹ እቶም ተመራመርቲ፡ ናይ ቅድሚ 14,000 ዓመታት ኣሰር እተቐብረ ከልቢ ኣብ ጀርመን ተረኺቡ ነይሩ'ዩ። ከልቢ ምስ ሰብ ዝነበሮ ጥብቕ ዝምድና ዘርኢ ዝጠንተወ ዳህሳስ ግን እዚ ናይ ፈለማ'ዩ።

/ኣብ ጆርናል ኣርኪዮሎጂካል ሳይንስ እተሓትመ/

# መኾሳ

ሰለማዊ ተስፋብሩኽ

## ኣለበምቲ ዛንታታት

### እቲ ደላዩ ስራሕ መንእሰይ

ድሕሪ ትምህርቲ ምውድኡ 'ስራሕ ክሰእን እኽእል'የ፣' ዝብል ሓሳብ ናብ ኣእምሮኡ ክመጽኦ ኣይክእልን ነበረ። ካብ ቀልዕነቱ ኣትሒዙ ኩሉ ሳዕ ብሉጽ እናኾነ፡ ፍናይ ትምህርቲ ጉዕዞኡ ብዓወት ስለ ዝዛዘሞ። ድሕሪ ሓጸርቲ ናይ ስራሕ ፈተናታት ናብ ካልእ ዝዓበየ ደረጃ ስራሕ ንምድላይ ኣብቲን ኣብቲን ክብል ድሕሪ ምጽናሕ፡ ኣካያዲ ስራሕ ትደሊ ከም ዘላ ናብ ዘመልከተት ትካል ከይዱ ወረቐቱ ኣቕረበ።

እዛ ትካል ንሓደ ስራሕ ክቕጽር ዝደሊ ሰለስተ መፈተኒ መገዲታት ነበራ። እቲ ቀዳማይን ካልኣይን ፈተናታት ሳላ ናይቲ ዕውት ጉዕዞ ትምህርቱ ክሓልፎ ኣይተጸገመን። እቶም ነዚ ክልተ ደረጃ ዝሰገሩ ደለይቲ ስራሕ፡ ኣብ መወዳእታ ብዳይረክተር ናይቲ ዓቢ ትካል መሕትት ይግበረሎም ነበረ። እዚ ብትምህርቲ ዕውት መንእሰይ ብመሰረት ቈጸራኡ ኣብ ቤት ጽሕፈት እቲ ዳይረክተር ተረኽበ። እቲ ዳይረክተር ኣቐዲሙ ነቲ መንእሰይ ደላዪ ስራሕ ዘእተዎ ናይ መመልከቲ ወረቐትን ውጽኢት ናይቲ ክክልተ ናይ ፈተና መሳልልን ድሕሪ ምርኣይ፡ ኣብ ትምህርቱ ኣዝዩ ዕዉት ምንባሩ ተረድአ። ካብ ካልኣይ ደረጃ ክሳዕ እቲ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ዝነበሮ ውጽኢት ብቑዕ ሰብ ምዃኑ ኣተኣማምኒ ነበረ።

"ኣብ ትምህርቲ እንክለኻ ንወጻኢታትካ ክሸፍኑ ዝኽእሉ ናይ 'ስኮላርሺፕ' ረኺብካ ነይርካዶ?" ክብል እቲ ዳይረክተር ነቲ ደላዪ ስራሕ መንእሰይ ሓተቶ።

"ኣይፋለይን፣ ኣይረኸብኩን፡" መለሰ መንእሰይ።

"ወጻኢታትካ ኣቦኻ'ዩ ዝኸፍሎ ዝነበረ ማለት ዲዩ?" ዳይረክተር ኣዒንቱ ኣብ ገጽ እቲ መንእሰይ ተኺሉ ይሓትት ነበረ።

"ኣቦይ፡ ወዲ ሓደ ዓመት እንከለኹ'ዩ ሓሊፉ። ኣደይ እያ በይና ኣዕቢያትኒ። ናይ ትምህርቲ ወጻኢታተይ ከኣ ባዕላ'ያ ዝሸፈነቶ፡" መለሰ መንእሰይ እቲ ሕቶታት ናይቲ ዳይረክተር ናበይ ገጹ ክወስዶ ምዃኑ እናሓሰበ።

"ኣደኻ ኣበይ'ያ ትሰርሕ?"

"ኣደይ እንዳ ሰብ ክዳን ምሕጻብ እዩ ስርሓ፡" መለሰ ስለምንታይ ናይ ውልቃዊ ጉዳያት ይሓቶ ከም ዘሎ እናተደናገሮ።

ዳይረክተር፡ ዓይኒ ዓይኒ እቲ መንእሰይ ክርኢ ድሕሪ ምጽናሕ፡ "ኣእዳውካ ዘርጊሕካዶ ሓንሳእ ከተርእየኒ?" በሎ። መንእሰይ ደላዪ ስራሕ ኸኣ ከም ዝተባህሎ ገበረ። ኢድ እቲ መንእሰይ ለማጻትን ልምሉማትን ዝረኣየ ዳይረክተር ናይቲ ትካል፡ መንጸሩ ኣውጺኡ ኣዒንቱ ሓሰየ። "ኣደኻ ክዳን ክትሓጽብ እንከላስ ሓጊዝካያ ትፈልጥዶ?" ክብል ድማ ሓተቶ።

"ኣይፋለይን። ኣደይ ኩሉ ግዜ ከጽንዕን ኣብ ትምህርተይ ክነፍዕን ጥራይ ስለ እትደልየኒ ዝነበረት፡ ብዘይካ መጽናዕተይን ምንባብ መጽሓፍቲን ካልእ ዕዮ ክሰርሕ ኣይተፍቅደለይን እያ ነይራ። ብዘይ ብእኡ'ውን ኣደይ ክትሓጽብ እንከላ ስልጥቲ እያ፡ ዝገብረላ የብለይን፡" ክብል መለሰ ቅጭ እናመጽኦ።

"በለ ሓንቲ ጠለብ ኣላትኒ፡" በለ ዳይረክተር ሕጂ'ውን ዓይኒ ዓይኒ እቲ መንእሰይ እናረኣየ፡ "ካብዚ ናብ ገዛ ምስ ተመለስካ፡ ናይ ኣደኻ ኢድ ሕጸብ። ከምኡ ምስ ገበርካ ጽባሕ ናባይ ምጻእ። ሕጂ ክትከይድ ትኽእል ኢኻ፡" ብምባል ኣፋነዎ። ብስግንጢርነት ናይዚ ዳይረክተር ሕውስውስ ዝበሎ መንእሰይ ጸጸኒሑ እናገረሙ ናብ ገዛኡ ኣበለ። ኣብ ዝገበሮም ናይ ስራሕ መሕትታት ንብቕዓቱ ዘፍትሽ እምበር ንህይወቱ ዘፍትሽ ሕቶታት ገጢሙዎ ስለ ዘይፈልጥ ላግጺ ከይከውን ሰግአ። እቲ ዝሓለፎ መሳልል ብምርኣይ ግን እዛ ንናይ ምምሕዳር ቦታ ስራሕ ክረኽበ ዓቢ ተኽእሎ ከም ዘሎዎ ምሉእ ተስፋ ገበረ። ገዛኡ ምስ ኣተወ ማይን ሽሓኒን ብምሓዝ ናብ ኣደኡ ቀሪቡ ኢዳ ክሓጽባ ኢዳ ክትህቦ ሓተታ። ኣደኡ ብጋሻ ግብሪ ወዳ እናተሓጐሰትን እተሓዋወሰ ስምዒት እናተሰመዓን ኢዳ ዘርግሓትሉ። ንሱ ኸኣ ቀስ ገይሩ ክሓጽባ ጀመረ። ከይተፈለጦ ድማ ኣዒንቱ ንብዓት መሊኡ ክነጥብ ጀመረ። ኣእዳው ኣደኡ ዓጢሩ፡ ሓርፊፉ፡ ተጨማዲዱ፡ ኣብ ገለ ገለኡ ድማ ጭዳድን በሰላን መሊኡ ጸንሖ። ንመጀመርታ ግዜኡ ቀሪቡ የስተውዕለሎም ብምንባሩ ውሽጡ ተተንከፈ። በቶም ጭዳዳትን በሰላን ክሓልፍ እንከሎ ቃንዛኣ ይስመዖ ነበረ። እዘን ክልተ ኣእዳው እየን ክዳን እንዳማተን እናፋሕፋሓ ዘዕበይኦን ዘምሃረኦን። ኣእዳው ኣደኡ ድሕሪ ምሕጻቡ ነቲ ተሪፉ ዝነበረ ስራሕ ሕጽቦ ኣደኡ ባዕሉ ወድኦ። ኣብታ ለይቲ ብሓደ ኮፍ ኢሎም ንነዊሕ ሰዓታት ኣዕለሉ። ንጽብሓይቱ ናብቲ ናይ ዳይረክተር ኦፊስ ኣንጊሁ ገስገሰ።

ዳይረክተር ናይቲ ዓቢ ትካል እቲ መንእሰይ ናብ ቤት ጽሕፈቱ ምስ ኣተወ ከም ዝሓለፈ መዓልቲ ኣትኪሉ ጠመቶ። ኣዒንቱ ብንብዓት ዓዚዒዙ፡ መንፈሱ ኸኣ ረዚኑ ከም ዘሎ ተረድአ'ሞ፡ "ትማሊ ኣብ ገዛ እንታይ ገይርካ ንገርኒ?" በሎ። እቲ መንእሰይ ከኣ ኣእዳው ኣደኡ ከም ዝሓጸበን ዝተረፈ ክዳውንቲ ከም ዝሓጸበላን ነገሮ። "ዝተሰምዓካ እንተ ነገርካኒ ደስ ምበለኒ?" በለ ዳይረክተይ።

"ቀዳመይ፡ ክብረት እንታይ ምዃኑ ፈሊጠ። ብዘይ ኣደይ እዚ ኣብ ህይወተይ እተጐናጸፍኩዎ ዓወት ክረኽቦ ኣይምኸኣልኩን። ካልኣይ፡ ንኣደይ ምስ ሓገዝኩዋ፡ ሓደ ዕዮ ተዛዚሙ ክትርእዮ ክንዲ ምንታይ ብርቱዕ ምዃኑ ተረዲአ። ሳልሳይ፡ ፍቕሪን ሓልዮትን ኣብ ስድራቤት ከመይ ኢሉ ቀዳማይ ረጃሒ ከም ዝኾነ ተረዲአ፡" ክብል መለሰ።

"ኣነ ዝደልዮ ኣማሓዳሪ፡ ንሓገዝ ካልኦት ክብሪ ዝህብ፡ ቃንዛን ድኻምን ካልኦት ዝርድእ፡ ኣብ ቅድሚ ናይ ህይወቱ ሸቶ ገንዘብ ዘይሰርዕ ሰብ ክኸውን እዩ ድልየተይ ዝነበረ። እንሆ ኸኣ ረኺበዮ። እንቋዕ ሓጐሰካ፡ ገጊም መሳርሕቲ ኢና፡

# ሓደ ሓደ መፈሸኺ

ሓደ ንቑሕ ቈልዓ ናብ ጸጉሪ ኣደኡ ክጥምት ድሕሪ ምጽናሕ፡ “ማማ እንታይ ደኣ ገለኡ ጸጉርኺስ ጻዕዳ ተቐይሩ?” ክብል ሓተታ። በዛ ሕቶ ኣቢሉ ሓደ ነገር ክትምህሮ ዝሓሰበት ኣደ፡

“ብሰንክኻ'ዩ ዝጽዕዱ ዘለዉ። እዚ ኣይትግበሮ እናበልኩኻ እትገብሮ ኩሉ በብሓደ ንዅሉ ጸጉረይ ጻዕዳ ክቕየር'ዩ፡” በለቶ።

“ኣሃ! ናይ ዓባየይ ጸጉራ እንታይ ኰይኑ ከም ዝጻዕደወ ሕጂ ተረዲኡኒ።” ክብል ተገምጠላ።

***

ሰብኣይን ሰበይቲን ሰብ ሓዳር እዮም። ክልተኦም ንዕረፍቲ ናብ ባሕሪ ክኸዱ ተሰማሚዖም ነበሩ። እታ ብዓልቲቤት ኣቐዲማ ብስራሕ ገይሻ ስለ ዝነበረት፡ ንሱ ኣቐዲሙ ከይዱ ሆቴል ሒዙ ክጸንሕ ተረዳድኡ። ከም መደቦም ንሱ ናብታ ክዛወሩላ ዝመደኡ ኣብ ገማግም ከተማ ከይዱ መዳቕሰኦም ኣጣጥሐ። ንሰበይቱ ኩሉ ነገር ምእንቲ ክነግራ፡ ብኢ.መይል መልእኽቲ ክጽሕፈላ ወሰነ'ሞ ጽሒፉ ሰደዶ። ናብ ሰበይተይ ይሰድድ ኣለኹ ኢሉ ብጌጋ ንሓንቲ ሰይቲ ኣገልጋሊ. ናይቲ ቤተክርስትያኖም ለኣኾ። እዚ ኣገልጋሊ ቅድሚኣ ዝነበረት መዓልቲ ስለ ዝዓረፈ. ኣብ ገዛኡ ሓዘን ነበረ። ብዓልቲቤት መዋቲ ናብ ኮምፕዩተራ ቀሪባ መልእኽቲ ምስ ኣንበበት ነዛ ገዛ ብኣውያት ነቕኒቓ ሃለዋታ ኣጥፊኣት። ቤተሰባ እናተጓየዩ ምስ መጽኡ ነቲ መልእኽቲ ኣንበቡ፡

“ክብርቲ ብዓልቲቤተይ፣

በጺሐ ኣለኹ። ኩሉ ነገር ጽባሕ ንናትኪ ምምጻእ ድሉው ኰይኑ ይጽበ ኣሎ። ብርቱዕ ምቖት ከም ዘሎ ድማ ክነግረኪ እደሊ።

ዘፍቅረኪ ብዓልቤትኪ!”

***

ሓደ ፕሮፌሰር ካብ ሓደ ቦታ ናብ ሓደ ቦታ ብጃልባ ይጓዓዝ ነበረ። ነታ መራሒ እታ ጃልባ፡ “ብዛዕባ ስነ-ህይወት ትፈልጦ ኣለካዶ? ስነ-ኣካባቢ? ስነ-እንስሳታት? ስነ-መሬት? ስነ-ኣካላትከ ተፈልጦዶ? ክብል ሓተቶ።

“ኣይፋለይን፡” ክብል መለሰ ጀላቢ።

“ኣብዛ ዓለም ደኣ እንታይ ትፈልጥ? ንስኻ ብድንቍርና ተበሊዕካ ክትመውት ኢኻ?” በለ ፕሮፌሰር።

ድሕሪ ገለ ኣማኢት ሜትሮ ጉዕዞሽ እታ ጃልባ ክትጥሕል ጀመረት። ሽዑ እቲ ጀላቢ ነቲ ፕሮፌሰር ከምዚ ክብል ሓተቶ፤

“ብዝዕባ ስነ-ምሕንባስን ስነ-ህድማ ካብ ስነ-ሻርክን ትፈልጦ ኣለካዶ?”

“ኣይፋለይን፡” ክብል መለሰ ፕሮፌሰር።

“ግርም፣ ስነ-ሻርክን ስነ-ሓርገጽን ተሓጋጊዞም፡ ስነ-ርእሲኻ፡ ስነ-ኣምዑትካ፡ ስነ-ልቢኻ ክበልዑዎ እዮም። ብሰንኪ ስነ-ኣፍካ፡ ስነ-ሞት ክወስደካ እዩ፡” ክብል መለሰ ጀላቢ።

***

## ምዕራፍ

በጺሕካዮ ዘፍ
ዓዪኻዮ ኮፍ
ተዓዊትካ ሩፍ፡
ትብለሉ መሰለኒ ምዕራፍ፣

ምዕራፍ ድዩ ከምኡ
ዋላስ ከምቲ ኣበይኡ
ኣርኒበዮ ‘ናልኩ ዝግሕተን
ዓቢሰዮ ‘ናበልኩ ዝነኩል?
ምዕራፍ ሚዛን ድዩ ፈተና?
ብዘይ ዕረፍቲ ህይወትይ ዝሓቐና?
ጠስሚ እንተ ዘይተረኽባ
ብራሕዶ ክሰኣና!?

***

ሜሪ ማና /ጥቅምቲ 2018/

# 6 ሓጸርቲ ጽዋታት

[1] ሓደ እዋን ኣብ ሓደ ዓዲ ኩሎም ነበርቲ ናይታ ዓዲ፡ ዝናብ ስለ ዝኣበዮም ክምህለሉ ተኣከቡ። ካብ ኩሎም ሓደ ጥራይ ጽላል ሒዙ መጽአ። እዚ እምነት እዩ።

[2] ንሓደ ህጻን ናብ ላዕሊ እናወርወርካ ክተሰራስሮ እንከለኻ፡ እቲ ህጻን ክትቀልቦ ምዃንካ እናፈለጠ ይስሕቀካ። እዚ'ውን እምነት እዩ።

[3] ነፍሲ-ወከፍ ምሸት ናብ ዓራትና ክንድይብ እንከለና፡ ንጽብሓይቱ ብህይወቱ ክንህሉ ዲና ኣይክንህሉን ብዘይ ዋላሓደ መረጋገጺ፡ ኣላርም መሊእና ንድቅስ። እዚ ተስፋ እዩ።

[4] ብዛዕባ ጽባሕ ንፈልጦ ዘይብልና፡ ንጽባሕ ዝኸውን መደብ'ውን ንሕንጽጽ ኢና። እዚ ርእሰምትእምማን እዩ።

[5] ናብራ ሓሸኪሩ ከም ዘሎን ፍትሕ ነጊሱ ከም ዘሎን እናፈለጥና፡ ንምርዖ። እዚ ፍቕሪ እዩ።

[6] እዘን ሽዱሽተ ጽዋታት ምንባብና በረኸት እዩ። እዚ በረኸት ምስ ካልኦት ክነዋግዓሉ ኢና። እዚ ሓልዮት እዩ።

***

ኮኾብ

## ስፖርት

ኣማኑኤል ኣልኣዛር

# ዑቕባይ ጸጋይ ፡ ወናኒ ሃገራዊ ክብረወሰን ማራቶን

ዑቕባይ ጸጋይ ጉብረትንሳኤ ይብሃል። 19 ጥሪ 1986 ኣብ ጻዕዳ ዓዲ ዝተባህለት ገጠር ንኡስ ዞባ ዓረዛ ተወሊዱ። ናይ መባእታ ትምህርቱ ኣብ ቤት/ት/ ዓራውቲ ድሕሪ ምኽታል፡ ናይ 2ይ ደረጃ ትምህርቱ ድማ ክሳብ 10ይ ክፍሊ ኣብ ማእከላይን 2ይን ደረጃ ዓረዛ ተማሂሩ። ብድሕሪ'ዚ ኣብ መበል 19 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ኪሎማ ተዓሊሙ። ፈለማ ኣብ ብርጌድ 50 ተመዲቡ። ቀጺሉ ኣብ ክፍለ-ሰራዊት 38 ኣብ ዓሰብ ክሳብ ንብቁዕ ኣትለት ኮይኑ ናብ ኣስመራ ዝመጽእ ኣብ ግንባር ቡሬ ስሩዕ ኣገልግሎቱ ፈጺሙ። ኣትለት ዑቕባይ ጸጋይ፡ ኣብዛ ሒዝናያ ዘሎና ዓመት 2019 ኣብ ውድድር ሰቪያ ማራቶን ብዘሰፈሮ 2፡06፡46 ሰዓት፡ ናይ ሃገርና ዝበለጸ ናይ ማራቶን ሰዓት ከመዝግብ በቒዑ። ናብዚ ስም ረኺብሉ ዘሎ ብሉጽ ሃገራዊ ሰዓት ንክበጽሕ ግን ነዊሕ መገዲ ኢዩ ተጓዒዙ። መጽሔት መንእሰይ ድማ ኑቶም ሕጂ ኣብ ዓውዲ ኣትለቲክስ ዝበገሱ ዘለው መናእሰይ ትምህርቲ እንተኾኖም ብምባል ንኣትለት ዑቕባይ ጸጋይ ኣዘራሪባቶ ኣላ።

ኣትለት ዑቕባይ ጸጋይ፡ ኣብ ውድድር ኣትለቲክስ ኣበጋግስኡ ካብቶም ካልኦት ኣትለታት ፍሉይ ዝገብሮ እንተሎ፡ ኣብ ዘይንቡር ቦታ ምጅማሩ ኢዩ። ክፍለ-ሰራዊት 38 ኣብ ግንባር ቡሬ ኣብ ዝነበረትሉ፡ ኣትለት ዑቕባይ ብፍላይ ኣብቲ ንዘበዘሐ ክፋል ሓደ ዓመት ሃሩርን ሓያል ራህድን ዘለዎ ቦታ ብምኻን ስሩዕ ልምምድ ከካይድ ዝዕዙበዎ ዝነበሩ ደቂ ኣሃዱኡ ከም ጽሉል ዝወሰድዎ ኣይተሳእኑን። ነዚ ፍጻሜ ክዝክር ከሎ ኣትለት ዑቕባይ፡

“ግንባር ቡሬ ኣብ ርእሲ'ቲ ዘለዎ ከቢድ ሃሩር፡ መሬቱ ስብርባር ኣእማን ናይ እሳተ ጎመራ ዝበዝሖ ብምኻኑ ንልምምድ ምቹእ ቦታ ኣይነበረን። ሙብዛሕትኡ ግዜ ልምምደይ ለይቲ ሰዓት 4 ኢየ ዘካይድ ኔረ። ንክልተ ምኽንያት። ቀዳማይ ጸሓይ ከይተርክበኒ፡ ካልኣይ ከኣ ንጥፈታት ኣሃዶይ ከይጀመረ ክኾነለይ ኣብ ዝብል።”




ራኢ ንኹሉ ዘይከውን ዝመስል ክዉን ዝገብር ሓይሊ ኢዩ። ኣትለት ዑቕባይ፡ ኣብ ግንባር ዝተፈላለዩ ውድድራት ኣትለቲክስ ኣብ ዝሰርዑሉ እናተሳተፈ ዓወታት ከመዝግብ ጀሚሩ። ኑቲ ካብ 2007 ዝጀመሮ ልምምድ ኣብ ግንባር ቡሬ ድማ ኣብ 2011 ፍረኡ ክርኢ በቒዑ። ኣብ ከተማ ዓሰብ ኣብ 2011 ኣብ ዝተኻየደ ናይ ግንባር ምሉእ ዝተፈላለየ ርሕቀት ዝሸፈነ ውድድር፦

- ኣብ 10 ሽሕ ሜትሮ 1ይ
- ኣብ 1500 ሜትሮ 1ይ
- ኣብ ፍርቂ ማራቶን 2ይ
- ኣብ 5 ሽሕ ሜትሮ 8ይ ደረጃ ብምሓዝ ክልተ ወርቅን ሓንቲ ብሩርን ሜዳልያ ጨቢጡ።

በዚ ድማ ኣብታ ንምብራቃዊ እዚ እትውክል ክለብ ንስሪ ተጠርኒፉ ስሩዕ ንጥፈታት ኣትለቲክስ ከካይድ ዕድል ረኺቡ።

“ድሕሪ'ቲ ዘካየድክዎ ሓያል ጻዕሪ፡ ማለት ብዙሕ ሰብ ዘይቅበሎ ዝነበረ ልምምዳት ኣብ ዘይጥዕም ቦታ፡ ነዚ ኣብ ከተማ ዓሰብ ዝተሰርዐ ውድድራት ጸብለል ክብለሉ ኣኽኢሉኒ። ዘመዝገብክዎ ዓወትን ዝሃረምክዎ ግዜን ድማ ኣብ ክለብ ንስሪ ተጠርኒፈ ኣብ ከተማ ኣስመራ ልምምዳተይ ከካይድ ዕድል ሂቡኒ። ምስቶም ኣብ ኣስመራ ብምኻን ፕሮፌሽናል ኣትለታት ክኾኑ በቒዖም ዝነበሩ ክላለ ክኢለ። ዝገብርዎ ልምምዳት፡ ዝኽተልዎ መገዲ፡ ኮታስ ብዙሕ ነገራት ኣብ ሓጺር ግዜ ክመሃር ክኢለ።”

ኣትለት ዑቕባይ፡ ኣብ ከተማ ኣስመራ ኮይኑ ስሩዕ ልምምዱ




ድሕሪ ምኪያዱ ኣብ 2014 ፋልማይ ኣህጉራዊ ውድድር ከካይድ ዕድል ረኺቡ። ኣብ ኡጋንዳ ኣብ ዝተኣንገደ ሻምፕዮን ጉያ መሮር ኣፍሪቃ ተሳቲፉ። ኣብ ተመሳሳሊ ዓመት ኣብ ትሕቲ ኣላይነት ማናጀር ደሪክ ምስ ኣተወ ድማ ንክልተ ወርሒ ኣብ ዝወሰደ ኣብ ሃገረ ስጳኛ ኣብ ዝተፈላለዩ ውድድራት ተሳቲፉ ሰፊሕ ተመክሮ ረኺቡ ተመሊሱ። ኣብ ዝሰዓበት ዓመት ምስታ ሕጂ ሃገራዊ ኩብረወሰን ማራቶን ደቀንስትዮ ኤርትራ ጨቢጣ ትርከብ ኣትለት ናዝሬት ወልዱ ናብ ኬንያ ብምጉዓዝ ኣብ ውድድር ጉያ መሮር ተሳቲፎም ተመሊሶም። እዛ ፍጻሜ ንኣትለት ዑቕባይ ብዙሕ ነገራት ዘመሃረቶ ኢያ ኔራ። ብኸመይ?

“ኣብ ኬንያ ኣብ ልዑል ብራኸ ዝካበሮ ውድድር ጉያ መሮር ንምስታፍ ምስ ኣትለት ናዝሬት ወልዱ ምስ ከድና፡ እቲ ውድድር ንክልቴና በዲሁና ኣይወዳእናዮን። ኬንያውያን ኣትለታት ኣዝዮም ሓያላት ኢዮም ኔሮም። ኣነ ኣብ ፈለማ ብፍጥነት ናቶም ተጓዒዘ። ኣብ መወዳእታ ግን ተቃጺለ ጠጠው ኢለ። ንደረጃ'ቶም ኣትለታት ንክበጽሖ ብዙሕ ስራሕ ይጽበየኒ ምንባሩ ተማሂረ ድማ ተመሊሰ።”

ብቕዓት ኣትለት ዑቕባይ፡ ደረጃ ብደረጃ እናዓበየ ብዘመጸ፡ ኣብ 2015 ኣብ ሃገራዊ ውድድር 10,000 ሜትሮ ሻምፕዮን ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ 2ይ ዝበለጸ ኤርትራዊ ግዜ ኣብ ውሽጢ ሃገር ካብ ዝተኸዩ ሰፊሩ። ብኣትለት ብርሃን ጸጋይ ተታሒዙ ካብ ዘሎ ዝበለጸ ግዜ 29:33 ደቒቕ ብ3 ካልኢት ጥራይ ድሒሩ። ደጊሙ ኣብ 2016 ውን ሻምፕዮን እዚ ርሕቐት ዝኾነ ኣትለት ዑቕባይ ጸጋይ፡ ኣብ ሚኒስትሪ ምክልኻል ካብ ዝተኻየዱ ውድድራት 10,000 ሜትሮ እቲ ዝበለጸ ሰዓት ሒዙ ዘሎ ኣትለት ኢዩ።

ኣብ 2017 ናብ ማራቶን ዝሰገረ ኣትለት ዑቕባይ፡ ኣብ ቀዳመይቲ ውድድሩ ኣብ ቻይና ብ2:14:50 ሰዓት ቀዳማይ ደረጃ ብምሓዝ ኣብዚ ርሕቀት ኣብ መጻኢ ብሉጽ ኣትለት ክኸውን ዘእግሞ ከምዘየለ ብውጽኢት ኣርኣየ። ቀጺሉ፡ ኣትለት ዘርእሰናይ ታደሰ ኣብቲ ንማራቶን ብትሕቲ ክልተ ሰዓት ንምጉያዩ ብናይኪ ዝተፈተነ ፕሮጀክት ሕሩይ ኮይኑ ኣብ ዝገብሮ ዝነበረ ምድላዋት፡ ኣትለት ዑቕባይ ጸጋይ ኣብ ምቅልጣፉ ዋና ኮይኑ ይዋሳእ ኔሩ።

“ኣትለት ዘርኢሰናይ ካብቶም ጸለውቲ ኣትለታት ሃገርና ኢዩ። ትሕቲ 2 ሰዓት ንምጉያይ ይዳሎ ኣብ ዝነበረሉ፡ ኣነ ኣብ ኩሉ ልምምዳቱ ኣብ ምቅልጣፉ ይሰርሕ ኔረ። ወላ'ኳ ናብታ ውድድር ምስኡ ኣይኀዓዝ ካብቲ ምስኡ ዝሰርሓሉ ዝነበርኩ ብዙሕ ነገራት ኢየ ከሲበ።”

ኣትለት ዑቕባይ ጸጋይ ምስ ዘርኢሰናይ ብዝነበሮ ዝምድና ክኸውን ይኽእል'ዩ፡ ካብ ማናጀር ደሪክ ናብታ ንዘርኢሰናይ ትጥርንፍ ጁልያ ዝገዓዘ። ኣብ ካልኣይ ውድድር ማራቶን ፖርቱጋል ኣብ ዝተሳተፈሉ ድማ ብዙሕ ብዘየሐጎሶ 2:19:00 ሰዓት 3ይ ደረጃ ሒዙ። ኣብ 2018 ኣብ ማድሪድ ማራቶን ኣብ ዝተሳተፈሉ ግን ብ2:12:00 ሰዓት 8ይ ተርታ ብምሓዝ ሰዓታቱ ኣመሓይሹ። ቀጺሉ ኣብ ሓደ ካብቶም ሜጀር ማራቶን ዝኾነ በርሊን ማራቶን ክሳተፍ በቒዑ።

“ኣብ ውሑድ ተመክሮ ዝነበረኒ ግዜ ኣብ ሜጀር ማራቶን ክኣቱ ምዃነይ ምስ ፈለጥኩ ንዓይ ውን ኣገሪሙኒ ኢዩ። ክብድሃኒ ኢዩ ኢለ ሓሲበ'ኳ ተነበርኩ፡ 7ይ ደረጃ ብምሓዝ ግን ምስ ላዕለዎት 10 ኣትለታት ክሰርዕ በቒዐ። ብድሕሪ'ዚ ርእሰ ምትእምማነይ ክዓቢ ናይ ግድን ኔሩ።”

ድሕሪ'ዚ ናይ በርሊን ማራቶን 2018 ምስ ላዕለዎት 10 ኣትለታት ዘወድኣሉ ፍጻሜ፡ ኣትለት ዑቕባይ ጸጋይ ኣብ ውድድር ሰቪያ ማራቶን 2019 ኣቀላጣፊ ኮይኑ ናብቲ ውድድር ኣትዩ። ዝግብኦ ናይ ምቅልጣፍ ስራሕ ዓሚሙ ምስ ወድኣ ኣካላቱ ጽቡቕ ስለ ዝተሰምዖ ከየቃረጸ ናብ ሕንጻጽ ኣብ ዝመጸሉ፡ 2:06:47 ዝበለጸ ኤርትራዊ ሰዓት ሃሪሙ። እዚ ንዕኡ ሕልሚ ነበረ።

“ኤርትራ ኣብ ውድድር ማራቶን ብደረጃ ዓለም ሰናፍ ሃገር ኣይኮነትን። ስም ዘለዎም ብርኽት ዝበሉ ኣትለታት ኣብዚ ርሕቀት ትውንን ሃገር ኢያ። እዞም ኣትለታት ዘይሃረምዎ ሰዓት ከመዝግብ ምኽኣለይ ሓቂ ምዝራብ ንዓይ ፍሉይ ነገር ኢዩ ኮይኑኒ። ግን ከኣ ኣብ ቀጻሊ ከምቲ ጎረባብቲ

ሃገርና ኣመዝጊበንኦ ዘለዋ ትሑት ግዜ ከመዝግብ ሓላፍነት ዘሰክመኒ ኢዩ።"

ኤርትራ ኣብ ውድድር ሻምፕዮና ዓለም 2015 ኣብ ርሕቀት ማራቶን ብኣትለት ግርማይ ገብረስላሴ ተሸላሚት ወርቂ ሜዳልያ ክትከውን በቒዓ ኔራ ኢያ። ብዘይካ'ዚ ንሜጀር ማራቶን ኒውዮርክ ኣብ 2016 ብኣትለት ግርማይ ገብረስላሴ ተዓዊታትሉ። ዝተፈላለዩ ኣትለታት ኣብ ሜጀር ማራቶን ምስ ላዕለዎት 10 ኣተልታት ብምዃን ውድድሮም ዛዚሞም ኢዮም። ኮይኑ ግን ኣብ ማራቶን ንሃርሞ ዘሎና ግዜ ትሕቲ 2፡06፡00 ክወርድ ኣይከኣለን። እቲ ምኽንያት እንታይ ይኸውን?

"ሓቂ ምዝራብ ከም ኤርትራዊ ዝጽዕር ኣትለት የለን። ጻዕሪ ንበይኑ ግን ኣኻሊ ኣይኮነን። እዚ ሰዓት ኣዐርዩ ንታሕቲ ክወርድ እንተኾይኑ ኣሰልጠንትና ከቢድ ስራሕ ይጽበዮም ኣሎ። ብስነፍልጠታዊ ኣካይዳ ተደሪኽና ልምምዳትና፡ ኣመጋግባናን ናይ ዕረፍቲ ግዜናን እንተድኣ ኣካይድና፡ እቲ ጻዕሪ ኣብ ቦትኡ ስለ ዘሎ ክንበጽሖ ንኽእል ኮይኑ ኢዩ ዝስምዓኒ።"

ብኣትለት ዑቕባይ ጺጋይ ሃገራዊ ክብረወሰን ኮይኑ ተመዝጊቡ ዘሎ 2፡06፡46 ሰዓት ኣብ ቀረባ መጻኢ'ዶ ይስበር? ግዜ'ዶ ይወስድ? ኣየናይ ኣትለት'ከ ክሰብሮ ይኽእል ይመስለካ? ንዝበሉ ተደራረብቲ ሕቶታት ክምልስ ከሎ ኣትለት ዑቕባይ ጺጋይ፦

"ክስበር ኢዩ። ኩሉ ኣትለት ኣብ ስራሕ ክኣቱ ዝሃለወ ናይ ግድን ኢዩ ክስበር። ዘይስበር ሰዓታት ክኣ የለን። ኣነ ንባዕለይ ኣብዚ ዝበልጽ ሰዓት ክገይይ ኢዩ ድሌተይ። መን ይስብሮ ንዝበል ድማ፡ እቲ ሓያል ፍጥነት ዘውንን ኣሮን ክፍለ ናብ ማራቶን ምስ ሰገረ ነዚ ሰዓት ክሓልፎ ዝኽእል ኮይኑ ይስመዓኒ። ያፍ ኣብዚ ግዜ ንኣትለታት ብበሉጽ ግዚኦም ይልክዮም ስለ ዘሎ ፈቲና ጸሊእና ኤርትራውያን ኣትለታት ናብ ትሕቲ 2፡04፡00 ክንወርድ ኣለና።



ናብዚ ሰዓት ንበጽሖ ኣብ 2020 ዝሓልፍ ኮይኑ ኣይስምዓንን።"

ሓዳርን ኣትለቲክስን ከመይ ተካይዶም?

"ወሳኒ ነገር ኣካይዳኻ ኢዩ። ኣብ ሓዳር ምርድዳእ እንተድኣ ኣሎ፡ ነቲ ሒዝካዮ ዘለኻ ስራሕ ድርዒ ኢዩ ዝኾና። ስለዚ ንዓይ ሓዳረይ ብጣዕሚ ኢዩ ሓጊዙኒ። ክልተ ደቀይ ገና ኣብ 7ይን 3ይን ዓመቶም ንስርሐይ ጽቡቕ ጌሮም ፈሊጦሞ ኢዮም። ንደቀይ ብዝተኻእለኒ መጠን ኩሉ ነገር ክፈልጡ ምእንቲ ከምህሮም ኢየ። ብድሕሪ'ዚ ንዓይ ሰዒቦም ኣትለታት ድዮም ክኾኑ ወላ'ስ ኣብ ካልእ ዓውዲ ክነጥፉ ናብኦም ዝገድፎ ይኸውን።"

ኣብዚ እዋን ኣብ ውድድር ማራቶን "እቲ ዘይሰዓር" ተባሂሉ ዝግለጽ ዘሎ ኬንያዊ ኣትለት ኪፕቾገ ኢዩ። እዚ ኣትለት ኣብ ኩሎም ዘካየዶም 10 ዝበጽሐ ውድድራት ማራቶን ቀዳማይ ብምዃን ተዓዊቱ። ክብረወሰን'ዚ ርሕቀት ውን ጨቢጡ ኣሎ። ኣብኡ ማራቶን ምዃኑ ድማ ብዙሓት ይኣምኑ። ኣትለት ዑቕባይ፡ ነዚ ኣትለት መምህር ክብል ኢዩ ዝገልጾ።

"ኣብኡ ኢዩ። መምህር ኢሉ ውን ክገልጾ ይደፍር። ምኽንያቱ ኣብዚ ርሕቀት ዘርእዮ ዘሎ ዘይጸዓድ ዓቕሚ፡ ምስጢሩ ስውር ኣይኮነን። ናብቱን ናብዝን ክይበለ ጸቒጡ ስለ ዝሰርሐ ኢዩ። ንኣካይዳ እዚ ኣትለት ተወኪስካ ብዙሕ ክትመሃር ትኽእል ኢኻ። ስለዚ መምህር ማራቶን ኢሉ ክገልጾ ይደፍር።"

ኣብ መወዳእታ ንመንእሰይ ኤርትራ ግለጸ ዝበል ሕቶ ኣቕሪብናሉ፦

"መንእሰይ ኤርትራ ጻዕራም፡ ሰሪሑ ክነብር ሓኾት ዝበል፡ ኣብ ዝተመደቦ ዘድምዕ፡ ፈጥራ ጌሩ ለውጢ ንምምጻእ ወትሩ ኣብ ጻዕሪ ዝርከብ ኢዩ። ብዓቢኡ ድማ ኣብ ዝተመደቦ ኣድማዒ ኮይኑ ንክወጽእ ድሲፕሊን ዝሕላገቱ መንእሰይ ስለ ዝኾነ ኢዩ።"

ኣትለት ዑቕባይ ጺጋይ ምስ ኣትለታት ዘርኢሰናይ ታደሰን ሳሙኤል ጺጋይን ብምዃን ንሃገርና ወኪሉ ኣብቲ ኣብ ወርሒ መስከረም 2019 ኣብ ቀጠር ዝእንገድ ሻምፕዮና ዓለም ኣብ ውድድር ማራቶን ዓለም ንፈለማ ግዚኡ ክሳተፍ ኢዩ። ከምቲ ኣትለት ግርማይ ገብረስላሴ ዓለም ክይተላለዩቶ ኣብ 2015 ሻምፕዮን ዓለም ዝኾኖ፡ ኣትለት ዑቕባይ ጺጋይ ውን ነዚ ታሪኽ ንምድጋም ኣብ ከቢድ ስራሕ ይርከብ።

መጽሔት መንእሰይ ድማ ጽቡቕ ዕድል ትምነየሉ!

# 5 ዝዓበዩ ስታድዮማት ዓለም

## 1ይ ሩንግንዶ
## ሰሜን ኮርያ



እዚ ኣብ 1989 ዝተሃንጸ ኣብ ሰሜን ኮርያ ዝርከብ ስታድዮም 150 ሽሕ ተዓዘብቲ ኣብ ሓደ ፍጻሜ ናይ ምእንጋድ ዓቕሚ ዘለዎ ኢዩ። ንጸወታታት ኩዕሶ እግሪ፡ ቅልስ፡ ጂምናስቲክን ስነጥበባዊ ምርኢታትን ኣብ ምእንጋድ ብቀንዱ ዝሰርሕ'ዚ ስቴድዮም፡ ብቅርጺ እንቃቕሖ ኦሻል ኮይኑ ስለ ዝተሰርሐ ኣብ ዝኾነ ኩርናዕ ኮፍ ኢልካ መቺኡካ ክትዕዘብ ዘየጸግም ኢዩ። እቲ ዝበዝሐ ሰባት ዘአንገደሉ፡ ብጃፓናውያን ዝውቱር ኣብ ዝኾነ ሱማኦ ተባሂሉ ዝጽዋዕ ዓይነት ስፖርት ቅልሰ ግዙፋት ሰባት ኮይኑ 190 ሽሕ ተዓዘብቲ ኣብ ስቴድዮም ተረኺቦም ነቲ ጸወታ ተዓዚቦምዎ።

## 2ይ ሳልት ሌክ-ስታድዮም
## ህንዲ



ሳልት ሌክ-ስታድዮም ኣብ 1984 ተሃኒጹ፡ ኣብ 2011 ድማ ምዕቡል ንምግባሩ ከም እንደገና ተመሓይሹ ዝቀረበ ኣብ ዓለም 2ይ ኣብ ህንዲ ድማ ቀዳማይ ዝዓበየ ስታድዮም ኢዩ። 120 ሽሕ ተዓዘብቲ ናይ ምሓዝ ዓቕሚ ዘለዎ ኮይኑ ዝተሰርሐ'ዚ ስታድዮም ኣብ 1997 ኣብ ግጥም ኩዕሶ እግሪ ፌደሬሽን ካፕ ህንዲ፡ ሞሁን ባጋንን ኢስት-ቤንጋልን ኣብ ዘካየድኦ ጸወታ ዝተረኽበ 137 ሽሕ ተዓዛቢ እቲ ዝበዝሐ ህዝቢ ዝሓቖፈሉ ኮይኑ ተሰኒዱ ኣሎ። እዚ ስታድዮም፡ ብፍላይ ካብ ድሕሪ ምዕራዩ፡ ጸወታታት ኩዕሶ እግሪ ብቐንዱ ዘአንግድ ኮይኑ፡ ሙዚቃዊ ኮንሰርትታት ውን ብብዝሒ ይካየደሉ ኢዩ።

## 3ይ ሚሺጋን ስታድዮም
## ሕ/መ/ኣሜሪካ



ሚሺጋን ስታድየም ኣብ 1927 ዓመተ ምህረት ክህነጽ እንከሎ 1.4 ሚልዮን ዶላር ኢዩ ሓቲቱ። ኣብ ግዚኡ ጥራይ ዜይኮነ ን10ታት ዓመታት ብዕቤቱን ዝወጾ ገንዘብን ኣብ ቅድሚት ተሰሪዑ ኢዩ። 113 ሽሕ ተዓዘብቲ ናይ ምእንጋድ ዓቕሚ ዘለዎ'ዚ ስታድየም "ዓቢ. ገዛ" ብዝብል ሳጓ ይፍለጥ። ዋንኡ ድማ ናይታ ከተማ ጋንታ ኩዕሶ እግሪ ሚሺጋን ኢዩ። ኣብ 2014 ኣብ ውድድር ሆኪ ዝጠዘሉ ተዓዘብቲ ዝሓዘሉ ፍጻሜ ተዘኪሮኺ ተኾ፥ ዓመታዊ ኣብ ዝቶደድ ስነስርዓት ምምራቕ ዩኒቨርስቲ እዛ ከተማ ውን ኣብዚ ስቴድየም ስለ ዝቶደድ ብዙሒ ተዓዘብቲ ብምእንጋድ ዝፍለጥ ኢዩ።



## 4ይ ቢቨር ስታድየም

## ሕ/መ/ኣሜሪካ

እዚ ሓደ ካብ ዝጠንተው ስቴድየማት ዓለም ዝኾነ ኣብ ከተማ ፔንሲልቬንያ ዝርከብ ቢቨር ስታድየም፡ ብዕቤቱ ኣብ ሕ/መ/ኣሜሪካ 2ይ፡ ኣብ ዓለም ድማ




4ይ ኢዩ። ኣብ 1909 ዝተሰርሐ'ዚ ስታድየም፡ ኣብ ግጥም ኩዕሶ እግሪ ፔንሲልፔንያ ኣንጻር ኔብራስካ 110,753 ህዝቢ ዝተረኸብሉ ክብረወሰን ኮይኑ ተመዝጊቡ ኣሎ። ኣብ 2016 ኣብ ሕ/መ/ኣሜሪካ ብዝተገብረ መጽናዕቲ እዚ ስቴድየም ቀዳማይ ፍቱው ኣብታ ሃገር ብምኳን 41% ድምጺ ክረክብ ክኢሉ ኢዩ።

## 5ይ ኢስታድዮ ኣዝቴካ

## ሜክሲኮ

ዓቢ ዝናን ምስሊ ሃገረ ሜክሲኮን ተባሂሉ ዝጸዋዕ ኢስታድዮ ኣዝቴካ፥ ኣብ ስፍራ ሻውላት ሜክሲኮ ሲቲ ዝተሰርሐ ምዕሩግ ካብ ምዕሩጋት ስቴድየማት ዓለም ኢዩ። ኣብ 1996 ክስራሕ ከሎ 80 ሽሕ ተዓዘብቲ ዝሕዝ ኮይኑ'ኳ እንተተሰርሐ፥ ድሒሩ ብዝተገብረሉ ጽገና ግን ናብ 105 ሽሕ ተዓዘብቲ ክሕዝ ዝኽእል ኮይኑ ደርኩቡ። እዚ ስቴድየም ብሃገራዊ ፌደረሽን ኩዕሶ እግሪ'ታ ሃገር ዝውሃን ኣብ ርእሲ ምኳኑ፥ ክሉብ ኣሜሪካ ውን ንጥፈታታ ተሰላስሉ ስቴድየም ኢዩ። እዚ ስታድየም እዚ ሕጂ መልክዕ ሒዝዎ ዘሎ ቅድሚ ምሓዙን ምትዕርራዩን ኣብ 1970 ከም'ኡ 1986 ዓ.ም ክልተ መዛዘሚ ጸወታታት ዋንጫ ዓለም ከኣንግድ በቒዑ ኢዩ። ብዝይካ'ዚ እተን ክሳብ ለሚ ኣብ ዝተፈላለዩ ኢጋጥሚታት ተዘከርቲ ሹቶታት ማራዶና ንእንግሊዛውያን ተኾሊኾልቲ ኣታሊሉ ዘመዝገበን ብኢዱ ዘቖጸራ ሹቶ ኢድ ፈጣሪ ተባሂላ ትግለጽን፥ ኣብ ርብዒ ፍጻሜ ዋንጫ ዓለም 1986 ዘመዝገበን፥ ኣብዛ ስቴድየም ኢያን ተመዝጊበን።

## ዘስደምሙ ሓቅታት

* ኣብ ማእከላይ ዘመን (1100 - 1500 ዓ.ም) ኣብ ጣልያን ስዕማ ኣፍኩስካ ይርአ ኣይነበረን። ክልተ ወዲተባዕታይን ጓለንስተይትን ኣብ ኣደባባይ እንተተሰዓዒሞም፥ ንኽመረዓዓዉ ይግደዱ ነይሮም። ተሰዓዒምካ ስቕ ኢልካ ምኻድ የለን!

* ፍላሚንጎ እተባህለ ዓሌት ዑፍ ንሓንቲ ኣንስተይቲ ፍላሚንጎ ክጋሰሳ ምስዝደሊ በትሪ ዓይነት ዕንጨይቲ ኣብ ማእከል ክልተ ኣእጋራ የንብር እሞ "እምቢ" ወይ "ሕራይ" ክትብሎ ይጽበ። ንሳ ነቲ ዕንጨይቲ ካብ እግራ እንተልዒላቶ "ሕራይ" ማለታ እዩ። እንተዘአይኣልዒላቶ ግና "እምቢ" ማለታ ስለዝኾነ ተንከስ ምባል የልቦን። ብዘይ ክልተኣዊ ድሌት ዝፍጸም ጾታዊ ርክብ ዓመጽ ስለዝኾነ።